NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




## ★ ንገዚፍ ስራሕ እንብገሰሉ መድረኽ

ሰሚናር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ

- ምልሶት ቀርኒ ኣፍሪቃ ናብ ዝተኹለፈ ሰላማ

- ፋልማይ ጡብላሕታ ሰላም
- ሃገራዊ መንነት ከም ትእምርቲ ሓበን!
- ቀይሕ ባሕርና ምንጪ ፈውስና
- ስነጥበብን ማንዛነት እዋኑን
- ዘልኩ ደኣ!...







**ሞድሪች ፡ ድሕሪ 10 ዓመት**

ንሜሲን ሮናልዶን ንግስነት ዝመንጠለ ተጻዋታይ




ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ጥቅምቲ 2018 ቁ.60

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10




ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መኣረምታ ወይ ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፥

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

መርበብ ሓበሬታ ማሕበር
www.eriyouth.org

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ መርበብ ሓበሬታ www.shabait.com (menesey magazine) ክትረኽብዋ ትኽእሉ።

# ትሕዝቶ

ቃል ኣሰናዳኢ 2
ደሃይኩም 3
ደሃይ ማሕበር 4
- ንገዚፍ ስራሕ እንብገሰሉ መድረኽ
- ፩ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት
ጉዳይ 10
- ምልሶት ቀርኒ ኣፍሪቃ
- ትስፉው ንፉስ
- ፋልማይ ጦብላሕታ ሰላም
- ተራ ሰላም፡ ኣብ ዕድላት መንእሰያት
- ብቑዕ መንእሰይ
- ትምህርቲ ኣብ ትስፉውን ሃዋህው
ሓሳባት 27
- መጻሕፍቲ ተምሳጥ ንኸሕድሩ
- "መጽሓፍ ቀይር!"
- ዃልን ጎልን
ዳየሪ 33
- ምልሶት ሳዋ
ሃበርም 43
- ምህዞ መምሃሪ ምዝዋር ማኪና
- ቀይሕ ባሕርና ምንጪ ፈውስና
- ሃገራዊ መንነት ከም ትእምርቲ ሓበን!
ኣካዳሚ 52
- ክልሰሓሳባት ስነፍልጠት ዓለምና
ሕብረተሰብ 58
- ንኑብሰኻ ምድራኽ
- ባህርያዊ መከላኸሊ ጥንሲ
- * ምብዛሕ መከላኸሊ ክስታት
ባህልን ስነ-ጥበባትን 50
- ስነጥበብን ማንዛነት እዋኑን
ስፖርት 54
- ትስፉው ሃዋህው ንስፖርት ኤርትራ
- ሞድሪች፡ ንግስነት ዝመንጠለ ተጻዋታይ
መለሳ 59
- ሓጸርቲ ጸዋታት ፍቕሪ
ዘልኩ ደኣ! 62
- ኒታ ቃጭል መን ይእሰራ?

# ቃል ኣሰናዳኢ

ንስለ ዕላማን ባህጊን ሕብረተሰብ ምውፋይ፡ ብርቱዕ ሃገራዊ ፍቕሪ ዘለዎ መንእሰይ ጥራይ ዝበጽሖ ደረጃ ንቕሓት እዩ። ናይ ትማሊ ሃገራውያን መንእሰያት ነዚ ብተግባር ኣመስኪሮሞ እዮም። ትውፊቶም ከኣ ኣብ'ዞም ናይ ሎሚ መንእሰያት ደሚቑ ይርአ ኣሎ። ናይ ትማሊን ሎሚን መንእሰይ ኤርትራ፡ ንኹሉ ሃገራዊ ጉዳያት ብሓላፍነታዊን ዋንነታዊን መንፈስ ዘዕውት፡ ብእኩብ ዝሓስብ፡ ምእንተ ሓባራዊ ረብሓ ዝወፈን ብምዃኑ፡ ጉዕዞ ህዝብን ሃገርን ኤርትራ ወትሩ ዕዉት ክኸውን ካብ ዘኽኣሉ ረቛሒታት እቲ ዝዓበየ እዩ።

ኣንጸባራቒ ታሪኽን ድሙቕ ዓወትን መንእሰያት'ዚ ሃገር ግን፡ ሳላ ኣልያን ምምእዛንን ናይ መላእ ሕብረተሰብን መሪሕነቱን ዝተፈጠረ ምዃኑ ክርሳዕ ኣይግባእን። እዚ እውን፡ ኣብዚ ኣቲናዮ ዘለና ሓድሽ ታሪኻዊ ናይ ሰላምን ትሰፋውን መድረኽ፡ መንእሰያት ብዝለዓለ ወኒን ናህሪን ገስጊሶም፡ ራእይ ህዝብን ሃገርን ኣብ ምዕራፉ ከበጽሑ፡ ውሕሉልን ኣተባባዒን ምእዘና ሕብረተሰብን መሪሕነቱን ኣዝዩ ወሳኒ እዩ እሞ፡ ኩሎም ኣካላት መንግስቲ፡ ግንባርን ሕብረተሰብን ብዕቱብነት ክሰርሕሉ ዝግባእ'ዩ። ናይ'ዚ መድረኽ መንእሰይ እውን ከም ቀዳሞት መንእሰያት ኣብ ህንጻትን ልምዓትን ሃገር፡ ናይ ጉዛእ ርእሱ ሓድሽ ታሪኽ ክሰርሕ ምዃኑ ዘጠራጥር ኣይኮነን።

ኤርትራውያን ከም ህዝብን ሃገርን ብዝለዓለ ናህሪ ኣብ ደረጃ ዘላቒ ዕብየት ወይ ስልጣነ ክንበጽሕ እዩ ባህግናን ሕልምናን። ኣብዚ ደረጃዚ በጺሕና ክንብል እንተ'ኼንና ድማ ብመግቢ ምሉእ ብምሉእ ነብስና ምስ እንኽእል፣ ኩሉ እኹልኙ ነገራት ባዕልና ኣብ እነፍርየሉ ደረጃ ምስ እንበጽሕ፣ ንኹልና ዝበቅዕ ዘመናዊ ኣባይቲ ሃኒጽና ብምቕት ኣብ እንነብረሉ ደረጃ ምስ እንድይብ፣ ኩሉ ዓይነት መሳለጥያን ተክኖሎጅን ክንጥቀምን ባዕልና ክንሰርሖን ምስ እንበቅዕ እዩ። ተበግሶና ዝኸኣደ፣ ዛጊት ኣንጺፍናዮ ዘለና መሰረት ድማ ተሪር ስለዝኾነ፡ ዕላማና ክንወቅዕ ኣብ ቀረባ ኢና ዘለና። ንምቅልጣፉን ዘላቒ ንምግባሩን ግና፡ ጸዓትናን ተወፋይነትናን ክንዛይደሉ ከድልየና እዩ። ሞሳ ናይዚ ጻዕርን ተወፋይነትን ከኣ፣ ኣብ መወዳእታ ንኹሉ ዘሐጉስ፣ መጻኢቲ ወለዶታት እውን ዝንተእለት ብሓበን ዝዘክርዎ ክኸውን እዩ።

ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ኣብ ዝሓለፈ ወርሒ ሓምለ፡ ኣብ'ታ ኤርትራውያን መንእሰያት ታሪኽ ንምስራሕ ተመልሚሎም ዝብገሱላን ዝዋፈሩላን መዲና - ሳዋ፡ ንተሳተፍቲ 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ሰሚናር ኣካይዱ ነይሩ። እቲ ንህልዊ ኩነታትን ምዕባለታትን ዞባና ኣመልኪቱ ዘካየዶ ሰሚናር፡ መንእሰያት ኣብ ዘለናዮ ሓድሽን ትሰፋውን ምዕራፍ፡ ንስከሞ ሓላፍነት እንታይ ምዃኑ ግቡእ መረዳእታ ከምዝህልወና ዝገበር እዩ ነይሩ። ተጸሚቑ ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ቀሪቡ ኣሎ።

ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ተኸፊቱ ዘሎ ሓድሽ ምዕራፍን ኣዝዩ ቅልጡፍን ትሰፋው ምዕባለታትን ዝምልከት ጽሑፋትን ፋልማይ ጦብላሕታን እውን ኣተኩሮ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔትና ብምዃኑ ንንባብ ተቐሪቦም ኣለዉ።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ ናይ ሎሚ ሕታማ ከምቲ ልሙድ ንመንእሰያት ኣገድሱን እምህሩን እዮም ዝበሎቶም ዝተፈላለዩ ጽሑፋት ኣኣንጊዳ ኣላ። ቃና ትሕዝቶኣ ምስ ኣቲናዮ ዘሎና ሓድሽን ትሰፋውን ምዕራፍ ተቓንዩ ዕዙዝ ተራኣ ክትጻወት ምእንቲ፡ ተራን ኣበርክቶን ኣንበብታ ክዛሪ ናይ ወትሩ ለበወኣ'ዩ።

# ደሃይኩም

## “ዘይመሳል!” ዝበረ ክዉን ኮይኑ

ደራሲ ተስፋዬ ጉብረኣብ ንህሉው ከኻታት ኢትዮጵያን መጽሓፉ “ማህደር ኑረዝቢ”ን ኣመልኪቱ ቅድሚ ገለ ኣዋርሕ ኣብ ጁንጀር ክሉብ ኣብ ዘቕረቦ መደብ ሓብራዊ ዘተ ክሳተፍ ዕድል ረኺበ ነይረ። ኣብቲ ዘተ፡ ተስፋዬ ጉብረኣብ፡ “ደቂ መቓለ ዓርቢ ናብ ባጽዕ ወረዶም፡ ክሕንብሱ ውዒሎም፡ ሓዲሮም፡ ተዘናጊዖም ክምለሱ ይረኣየኒ” ክብል ከሎ እዝክር። ኽዚ፡ ደራሲ ተስፋዬ ጉብረኣብ ኣብ ዝተዛረበሉ እዋን ኳንካ ክትርእዮ ከለኻ፡ ብዘሳተፍካ እቲ ዘተ “ዘይመሳል” ተባሂሉ ነይሩ ክኸውን ይኽእል'ዩ ኢለ እሓስብ።

ድሕሪ'ቲ ሓብራዊ ዘተ፡ ምስ ብጾተይ ኮይነ ብዛዕባ'ቲ ዘተ ኣብ ዘልዓልናሉ እዋን፡ ኣብ ብዘሐ ተሳተፍቲ፡ ዋሕዚ ኣቀራርባን መሳጥነትን ሓብራዊ ናእዳ ክሃቕርበሉ እንክለና፡ ብዛዕባ'ታ ኣብ ደቂ መቓለ ኣመልኪቱ ዝበላ ግና፡ “ተስፋዬ ኣብ ናይ ሕልሚ ዓለም እዩ ዝነብር” ኢልና ክንሓምዮን “እዚኣስ ብኻ ተረፋቶ” ኢልና ክንድምድምን እዝክር። ማለትሲ፡ እዚ ኹሉ ጽልእን ቅርሕንትን ውግእን ሓሊፉሲ፡ ከመይ ኢልካ ኢኻ'ሞ፡ ኣብ ዕድሜና፡ ኣብ ዘመንና ምስ ህዝቢ ትግራይ ሰላማዊ ምሕዝነት ተመስሪቱ፡ ናይ ክልቲኡ ህዝብታት ብፍሕሹው ገጽን ጭውነትን ከም ድላዩ ካብን ናብን ክመላለስ'ዩ ኢልካ ክትሓስብ!

ብዘሾ፡ ኣብ ኣዳራሽ ጁንጀር ዝገበርናዮ ዘተ፡ ዓመት ኣብ ዘይመልአ ግዜ፡ ደራሲ ተስፋዬ ዝተዛረቦ ብተግባር ብምርኣየይ ሓጎሰይ ወሰን የብሉን። ምሉእን ዘላቕን ሰላም ንህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን!

ኣማን ሓጎስ ካብ ኣስመራ

## ግዜ ንእሰትና

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ምስ ፕሮፌሰር ኣስመሮም ለገሰ ዝተኻየደ ቃለመጠይቕ ኣዝዩ ክፉትን መሳጥን ስለዝነበረ፡ ሓንሳእ ነቢብካዮ ዝሕለፍ ኣይኮነን። በዓል ኣቦይ ወልደኣብ ወልደማርያምን ብጾቱን ንሕብረተሰብ ናይ'ዛ ሃገር ካብ ድንቁርና ንምንጋፍን ናብ ዝበረኸ ንቕሓት ንምውሳድን ዝገበርዎ ጻዕርን ተበላሕትነትን ኣዝዩ ዓብዪ ምኻኑ ምስ ነቡበኩ፡ ኣብኣቶም ንዝነበረ ኣኽብሮት መለሱ ደሪዑለይ።

ካብ'ቲ ኣዝዩ ዝመሰጠኒ ድማ ፕሮፌሰር ኣስመሮም፡ “ሎሚ ናብ ንእሰትት እንተትምለስ፡ ካብ'ቲ ዝበረ ኣካይዳኻ እንታይ ምቕየርካ፧” ተባሂሉ ምስ ተሓተ ዝሃቦ መልሲ'ዩ። ግዜ ንእሰትቱ ብግቡእ ተጠቒምሉ ስለዝኾነ ምንም ዝቕይሮ ነገር ከም ዘየለ እዩ መሊሱ።

ብዘኾነ መጽሔት መንእሰይ ምስ ከም በዓል ፕሮፌሰር ኣስመሮም ዝኣመሰሉ ብዕድመን ብትምህርትን ዝበሰሉ ሰባት ቃለመሕትት ብምግባር፡ ኣማእዛኒ ሓሳባት ምብርኻት ክትቅጽሎ ለበይ ኣመሓላልፍ።

ብንያም ዑቕባረቢ

## ቶባ ፍረንች ፍራይስ!

ምስ ምህርቲ ኑትሪሽን ዶ/ር ኤደን ታረቀ ዝተኻየደ ቃለመሕትት ኣዝዩ መሃሪ ነይሩ። ኣመና ዝገረመንን ዘሰንበደንን ግን፤ ኑቲ ብወኻይ ከዘውትሮ ዝጸናሕኩ፡ ኣብ ውራያትን ኣብያተ መግብታትናን እውን ከም ናይ ክብሪ እንግዶትን መጋየጽን ተዳልዩ ዝቐረብ - ዝተጡበሰ ድንሽ (ፍረንች ፍራይስ) ሕማም መንሸሮ ከማዕብል ዝኽእል ከሚኻል ከም ዘለዎ ኣብቲ ቃለመጠይቓ ምንባበይ እዩ። ፍረንች ፍራይዝ ከምዚ ከማይ ብፍቕሪ ዝበልዕምን ዘዘውትርምን ደቂተባዕትዮን ደቀንስትዮን ኣዝዮም ብዙሓት'ዮም። ብወኻይ ካብ'ታ ዘንበብኩላ ዕለት ኣትሒዘ ንፍረንች ፍራይዝ ቶባ ኢለዮ ኣለኹ።

ካልእ ኣብ ኣመጋግባና ብዛዕባ ክንገብሮ ዝግባእ ኣገዳሲቲ ሓሳባት'ውን ኣብቲ ቃለመጠይቕ ተጠቒሶም ኣለዉ። መጽሔት መንእሰይ ከምዚ ዝመሰለ ብሱል ሓበሬታ ዘለዎ ቃለመጠይቕ ሐዚ ምውጻእ ኣዝዩ




ኣመስዮግና።

ብርሃና ምስዮግና ካብ ቀሓውታ

## ዛዕባ ሰላምን ምሕዝነትን

ትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ዝተዛዘቐ መሃርን ኣዘናጋዕን ኮይኑ'ዩ ጸኒሑ። ሕጂ'ውን ዛዕባ ሰላምን ምሕዝነትን ዞባና ከምኡ'ውን ብደሆታት መንእሰይ ድሕሪ ናይ ኣይሰላም ኣይኲናት ሃወህው ኣልዒላ ምስ መንእሰያት ሓብራዊ ዘተ ብምኽያድን ምስ ዝምልከቶም ቃለመጠይቕ ብምግባርን ኣማእዛኒ ሓሳባት ክተቕርበልና እዘኻኽር።

ሱሌማን ኑር ካብ ኣስመራ

## ዓምዲ ንመኻኸር

ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ኣገዳሲቲ ትሕዝቶታት ሒዛ ወጺኣ ነይራ እኳ እንተኾነት፡ ብሰንኪ ኣብ ገበር ዝነበራ ድኽመት ግና ንኹተልዕላ ዓቕሚት ኣይነበረትን። ኣብ ገበር ይኹን ወሸጣዊ ትሕዝቶ ዘይከም ኣመላ ፈሲም እዩ ነይሩ። ኣብ መጻኢ ጥንቃቐ ክትገብርሉ።

ብተወሳኺ፡ መጽሔት መንእሰይ ካብ መንእሰያት ናብ መንእሰያት ብምኻና፡ መንእሰያት ኣብ ሓድሕድና ንመኻኸረሉ፡ ንላዘበሉ፡ ተመኩሮ ንለዋወጠሉ ዓምዲ ንመኻኸር እንተትኸፍት ክንደይ ጸቡቕ ነይሩ!

ኣሚና ካብ'ኸርያ

ዱሃይ ማሕበር

# ንገዚፍ ስራሕ እንብገሰሉ መድረኽ

**እዚ ጽሑፍ'ዚ፡ ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ፡ ብ11 ሓምለ 2018 ድሕሪ ቐትሪ፡ ኣብ ሳዋ፡ ንተሳተፍቲ 8ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ንህልዊ ኩነታትን ምዕባለታትን ዞባና ኣመልኪቱ ካብ ዘካየዶ ሰሚናር ተጸሚቑ ዝቐረበ እዩ።**




ኣብ ናይ ሎሚ ሰሚናር፡ ምስዚ ተፈጢሩ ዘሎ ሓድሽ ዞባዊ ምዕባለታት ተኣሳሲሩ፡ ክንዛረበሉ እንኽእል ኣዝዩ ብዙሕ እዩ። በየን ጀሚርካ፡ በየን ትውድእ፡ መትሓዚ ክትረኽበሉ እውን ኣጸጋሚ እዩ። ስለዚ መጀመሪ ወይ መእተዊ ናይቲ ብዙሕ ክበሃል ዝከኣል ጥራይ እየ ክገልጽ ዝኽእል።

ኩልና ንከታተሎ ከምዘለና፡ ብሓፈሻ ንንደቦና ማለት ካብ ኤርትራን ኢትዮጵያን ጀሚርካ፡ ንሶማል፡ ደቡብ ሱዳን፡ ሱዳን፡ የመን፡ ሃገራት ቀይሕ ባሕሪን ኸሊጅን፡ ንብምሉኡ'ዚ ከባቢ'ዚ፡ ኣብ ሓድሽ ታሪኻዊ ምዕራፍ ወይ መድረኽ ዘእቱ ምዕባለታት ተኸሲቱ ኣሎ። እዚ ሓድሽ እንኣትዎ ዘለና ምዕራፍ እንታይ ይመስል? እንታይ ዕድላትን ብድሆታትን ኣለዎ? እንታይ ሓላፍነታትን ግዴታታትን ኣሎና? ሓደ ብሓደ ብልክዕ ፈሊጥና፡ ብኡ መሰረት፡ መንእሰያት ናይ'ዚ ሃገር ግቡእ መረዳእታ ከምዝህልዎም ምግባርን ክስከምዎ ዘለዎም ሓላፍነት ምንጻርን ድማ ኣገዳሲ እዩ።

ብሰንኪ'ቲ ኣብ ኢትዮጵያ ዝጸንሐ መሪሕነት ተሓላሊኹን ተናዊሑን ዝጸንሐ ናይ ኩናትን ተጻብኦን መድረኽ ተዓጽዩ፡ ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ኣቲና ኣሎና። እቲ መድረኽ'ቲ ምዕጻዉ ብዙሕ ዘከራኽር ነገር የብሉን። ሰዒቡ ዝመጽእ ሕቶ፡ ኣብዚ ሓድሽ ምዕራፍ ንቕድሚት ምእንቲ ክንስጉም፡ እንታይ ክንገብር ኣለና? ኣብ ቅድመና ዘለዉ ብድሆታትን ዕድላትን እንታይ'የም? ዝብል እዩ።

እቲ ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ብድሆ፡ ኣብ ኢትዮጵያ ዝጸንሐ ኩነታት ዝገደፎ ሓድጊ (legacy) እዩ። እዚ ሓድጊ'ዚ ብመሰረቱ ተሓጺቡ ናብ ጎሓፍ ክድርበ ጥራይ ዘይኮነ፡ ካብ ታሪኽ እውን ክድምሰስ ዘለዎ እዩ። ብኸመይ ይጠፍእ? ቀሊል ክመስል ይኽእል ይኸውን። ቅድሚ ሕጂ ዝተፈጸመ ጌጋ ክእረም፡ ኣብ ኢትዮጵያ ሰላምን ርግኣትን ምሉእ ብምሉእ ክሰፍን እንተኾይኑ፡ ኣብታ ሃገር ተፈጢሩ ዝጸንሐ ኣተፋናኒ ናይ ብሄራት ፖለቲካ ዘምጽኦ ጸገም ክፍወስ ክኽእል ኣለዎ። እዚ ቀሊል ነገር ኣይኮነን፡ ከቢድ ስራሕ ዝሓትት እዩ። እዚ ፖለቲካዊ ሓድጊ ወይ ውርሻ'ዚ ክሕጸብ ስለዘለዎ፡ ሓደ ካብ'ቶም ዓበይቲን በዳህቲን ዕማማት ናይ'ዚ ዝመጽእ ዘሎ እዋን እዩ። ህዝቢ ኢትዮጵያ ከመይ ገይሩ ካብ'ዚ ኣትዩዎ ዝጸንሐ መቓቓሊ ናይ ክልላት ፖለቲካ ወጺኡ ሓድሽ ፖለቲካዊ ሃዋህው ይፈጥር? ብቓል ተዛሪብካ ዝውዳእ ቀሊል ነገር ኣይኮነን። መሰረታዊ ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ (ፖለቲካዊ ሕጽቦ



እየ ዝብሎ ኣነ) ከድሊ እዩ።

እቲ ካልኣይ ብድሆ ኣብ ኢትዮጵያ ዝጸንሐ ኣብ ወገነይ ወገንካ፡ ብሄረይ ብሄርካን ካልእ ጸቢብ ኣቋውማን ዝተመስረተ ናይ ተራ ሰረቕቲ ፖለቲካ ዝፈጠሮ ብልሹው ስርዓት-ቁጠባ እዩ። እዚ እውን ካብ ስሩ ተማሒዩ፡ ብሓድሽ ናይ ብሓቂ ንህዝቢ ኢትዮጵያ ዝበቅዕ ናይ ቁጠባ ስርዓት ክትካእ ክኽእል ኣለዎ። ነዚ ምግባር ከኣ ካልእ ተወሳኺ ግዜን ብድሆ ወይ ዕማም ናይ'ዚ ዝመጽእ እዋን እዩ።

ኣብ ውሽጢ ኢትዮጵያ ለውጢ ናይ ምምጻእ ሓላፍነት ብቐንዱ ናይ ህዝቢን መንግስቲን ኢትዮጵያ ኮይኑ፡ ብወገንና እውን ክንተሓጋገዝ ሓላፍነት ኣለና። ንኽልቲኡ ህዝብታትና ዘረብሕ ሃዋህው ክንፈጥር እንተ'ኼንና ክልቴና ብሓባር ክንሰርሓሉ ዘለና እዩ። ብሓደ ወገን ነዚ ሕጽቦ'ዚ እናካየድና፡ በቲ ካልእ ወገን መሰረታት ሓድሽ ህይወትን ሓድሽ ምዕራፍን ኣንጺፍናን ነዲቕናን ንመጻኢቲ ወለዶታት ናይ'ዚ ከባቢ ማለት ንኤርትራን ኢትዮጵያን ጥራይ ዘይኮነ፡ ኪኖኡ'ውን ከም ዘገልግል ክንገብር፡ ሓደ ዓብዪ ውጥን ኣውጺእና ክንሰርሓሉ ተበጊስና ኣለና። እቲ ሓፈሻዊ መደብ ኣብቲ ተኸቲሙ ዘሎ ሓባራዊ ኣዋጅ ተኸታቲልኩሞ ኣለኹም። ከመይ ጌርና ንሰርሓሉ ዝርዝራት ክህልዎ እዩ። ብኹሉ መልክዓት ቁጠባዊ፡ ባህላዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ጸጥታዊ፡ እንተላይ ናይ ወጻኢ ዝምድናታት ፖሊሲታትና ብሓደ ኣሳኺና፡ ጻዕርታትና ደሚርና፡ ገስጊስና ብዝሓየለ ናህሪ ብኸመይ ንቕድሚት ንደፍኦ እተነድፈ ፕሮግራም ኣሎ። እቲ ፕሮግራም ኣብ ሓደ መዓልቲ፡ ወይ ሓጺር ግዜ ክትግበር ዝኽእል ኣይኮነን። ደረጃ ብደረጃ ዝትግበር ኮይኑ፡ ከም መጀመሪ ክኾነና ግን ድሮ ዝተተሓሓዘናዮ መደባት ኣሎ።

ኣብዚ ዕማም'ዚ ናይ ልምዓት መደባት ልዕሊ ዝኾነ ካልእ መደባት ዝጥመት እዩ። እቶም ኣቐዲሞም ዝተጠቕሱ ብድሆታት እናሃለዉና፡ ሓባራዊ ናይ ልምዓትን ህንጻትን መደባትና ማዕረ-ማዕረኡ ምስጓም ቀዳምነት እንህቦ እዩ። ናይ ቁጠባን ልምዓትን መደባትና ብተመላላእነት ክነተግብር፡ ዘሎና ጸጋታት ናይ ውሽጥን ናይ ደገን ብሓባር ኣንቀሳቒስና ብሓደ ዕላማ ከም ዝሰርሕ ክንገብር፡ ከም ክልተ መደብ ዘይኮነ ከም ሓደ ጥሙር መደብ ክንሰርሓሉ ከድልየና እዩ። ቅድሚኡ ግን ኣብ ኢትዮጵያ እንታይ ምዕባለታት ክመጽእ ይኽእል? እዚ ናይ ምስግጋር መድረኽ ከመይ ክኸውን ይኽእል? ዝብል ሕቶ ክመጽእ ስለዝኽእል፡ ፈለማ ክሰገሩ ዘለዎም ናይ'ቲ ዝጸንሐ ስርዓት ሓድግታት ከምዘለዉ ኣብ ግምት ክኣቱ ኣለዎ።

ቀዳማይ ናይ ዶብ ጉዳይ እዩ። ናይ ዶብ ጉዳይ ብይን ተዋሂብዎ ዝተደምደመ ስለዝኾነ፡ ከምዚይተፈትሐ ዓቢ ግድል ክውሰድ ዝኽእል ኣይኮነን። ብቐንዱ ፍቱሕ እዩ። ብኸመይ ይትግበር? መዓስ ይትግበር? ዘህውኽና ጉዳይ እኳ እንተዘይኮነ፡ክትግበር ግን ኣለዎ። ቅድሚ ዝምድና ምትዕርራይ፡ ቅድሚ ናብ ሓድሽ መድረኽ ምእታውና፡ ግድን እዚ ጉዳይ'ዚ ክፍታሕ ኣለዎ ዝበሃሎ ኣይኮነን። ንዕኡ መመኽነይታ ገይርም ክዕንቅፉ ወይ ክሓላልኹ ዝፍትኑ እውን ስለዘይሰኣኑ፡ ኣብ'ቲ ናቶም ጸወታ ዘእቱ ምኽንያት የብልናን። ህዝቢ ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣብ ኮናት ስለዝኣተወ፡ ፊስታ ገይሩ ክስሕቕ፡ ፍሽኽ ክብል፡ ኩዳኽር፡ ክዕንድር ዝጸንሐ ኣሎ። ሕጂ ግን ከምኡ ዝበሃል የለን፡ ዝኣኽሎም ግዜ ተጻዊቶም እዮም። ኢትዮጵያን ኤርትራን ተባኢሰን፡ እንታይ ትሓፍስ? ካብ እተዘርገ ማይ እንታይ ክሕፈስ ይኽእል? ዋላሓንቲ። ከምዚ ዓይነት ኣተሓሳስባ ኩብቅዕ ዘለዎ እዩ። እዚ ጸወታ'ዚ ካብ ግዚኡ ንላዕሊ'ውን ስለዝኸደ፡ ድሕሪ ሕጂ ከምኡ ዝሓስቡ ሓይልታት፡ "ግዜኹም ኣኺሉ እዩ፡ ካልእ ስራሕ እንተለኩም ስራሕኩም ድለዩ፡ እንተዘየለ፡ ንሕና ስራሕ ኣሎና" ኢና ንብሎም።

እቲ ንደልዮ ዘለና ገስጋስ ክቕልጥፍ ኣለዎ፡ ግዜ ክወስድ የብሉን። ሎሚ፡ ጽባሕ ክንዛረበሉ ኢና፡ ከነዳቕቖ ኢና፡ ክነጻርዮ ኢና፡ ኢልና ነደናጉዮ ነገር የለን። ቅድም ቀዳድም ኣገደስቲ እንብሎም፡ ነዚ ጉዳይ እዚ ከቀላጥፉ ዝኽእሉ፡ ናይ ልምዓት መደባትና፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ከወሃህድዎን ከሳልይዎን ዝኽእሉ መደባት ኣለዉ። መጀመርታ ወደብ ዓሰብ፡ ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ይኹን ኩነታት፡ ሎሚ ጽባሕ ከይበለ፡ ምስ ኩሉ ዘለዎ ጸገማት ናይ ትሕተ ቅርጺ፡ ኣብ ዝሓጸረ እዋን ተኸፊቱ፡ ብዘለዎ ዓቕሚ ምንቅስቓሳት ክጅምር ኣለዎ። ኣብኡ ዘለዉ ናይ ማይ፡ ኤለክትሪክን ካልኦት ዝተፈላለዩ ኣገልግሎታትን ብቕልጡፍ ተመሓይሾም ህዝቢ ኢትዮጵያ ክጥቀመሎም ክኽእል ኣለዎ። ጽባሕ ድሕሪ-ጽባሕ ዝበሃሎ ኣይኮነን። ዝከኣልና ጎዱና እቲ ኣገልግሎት ከም ዝጅምር ክንገብር ኢና። ብዘይካ'ዚ ካልኦት ንኽልቲኡ ቁጠባታት ዘራኽቡ ትሕተ ቅርጺታት ኣለዉ። ብባጽዕ ነፋሲት ደቀምሓረ ጌርካ ብሰንዓፈ ዝኣቶ መስመር፡ ብመረብን ኦምሓጀርን ዝኣቶ መስመራት ኣብ ዝሓጸረ ግዜ ክፉት ኮይኑ ምንቅስቓሳት ናይ ምድሪ፡ ንቑጠባታትና ናህሪ ከም ዝወሰኸሉ ኮይኑ ክሰርሕ ክኽእል ኣለዎ። እቲ ዘሎ ትሕተ ቅርጺ እናተመሓየሸ፡ መጓዓዝያ ምድሪ ክሕይል ክኽእል ኣለዎ። መጓዓዝያ ኣየር እውን ብተመሳሳሊ። ድሮ ኣብ ዜና ሰሚዕኩሞ ከምዘለኹም፡ ን17 ሓምለ መገዲ ኣየር ኢትዮጵያ በረራ ክጅምር እዩ።

ናይ ቁጠባ ምትሕግጋዝና ኣብኡ ጥራይ ዝሕጸር ኣይኮነን። ካልእ ብጥሙር ውጥናት ዝትግበሩ ገዘፍቲ ናይ ትሕተ ቕርጺ መደባት እውን ኣሎ። ክልቲኡ ቁጠባታት ዘሳንዩሉ ናይ ፖሊሲ ስኒት (ሃርሞናይዘሽን) እውን ከድሊ እዩ። እዚ ሓድሽ ኣይኮነን፡ ቀደም እውን ክንሰርሓሉ ጀሚርና ዝነበርና እዩ። ንዕኡ መሰረት ብምግባር ኣብ ዝተፈላለዩ ጽላታት፡ ኣብ ትሕተ ቅርጺ፡ ጸዓት፡ ማይ፡ ሕርሻ፡ እንተላይ ኣብ ትምህርትን ጥዕናን ኩሉ መደባትና ብሓደ ተሳንዩ ክሰርሕ ክኽእል ምእንቲ፡ ቅድሚ ሕጂ ተነዲፉ ዝነበረ ንድፊ፡ ናብ ትግባረ ተሰጋጊሩ እቲ ስራሕ ኣብ ዝቐልጠፈ እዋን ክጅምር ኣለዎ።

እዚ ኣብ ኤርትራን ኢትዮጵያን መጺኡ ዘሎ ለውጢ፡ ኣብ ጎረባብትና እውን ሱር በተኸ ናይ ኣረኣእያን ናይ ኣተሓሳስባን ለውጢ ይፈጥር ስለዘሎ፡ እቲ ናይ ምትሕግጋዝ መደባት ኣባና ጥራይ ተሓጺሩ ዝተርፍ ኣይኮነን። ንብምሉኡ እዚ ዞባ'ዚ ንሶማል፡ ደቡብ ሱዳን፡ ሱዳንን ካልኦትን ዝጸሉ እዩ። እዚ ሕጂ ምስ ካርቱም ዘሎ ኩነታት መዓልቱ በሊዑ ዝውዳእ እዩ። ኣብ ቀይሕ ባሕሪን ሰግር ባሕርን እውን ብተመሳሳሊ. ምስ'ዚ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ መደባት ክህሉ እዩ። ልዕሊ ኹሉ፡ ነዚ ናይ ሓባር መደባት ንቕድሚት ንምግስጋስ ዝድርኽ፡ እቲ ኣብ ኢትዮጵያ ተፈጢሩ ዘሎ ሓድሽ ኩነታት እዩ። ኣብ ኢትዮጵያ ተፈጢሩ ዘሎ ኩነታት፡ ናይ ብሓቂ፡ ናብቲ ልዕሊ 20 ዓመታት ተኾሊፉ ዝጸንሐ ባህጊ ክንምለስ ጥራይ ዘይኮነ ኪኖኡ'ውን ንወለዶታት ዝኸይድ ለውጢ ከነምጽእ ተስፋ ዝሁብ እዩ። ኣብ ሞንጎ ክልቴና ተፈጢሩ ዘሎ ስኒት፡ ናይ ኣረኣእያ ሓድነት፡ ብኽልቴና ወገን ዘሎ ቅሩብነት፡ ሰብ ክጽበዮ ብዘይክእል ደረጃ ናህሪ እናወሰኸ ይኸይድ ስለዘሎ፡ መጻኢ መደባትና ከነጻፍፍ፡ ከነዳቕቕ ምእንቲ ኣነ ጽባሕ ቀዳም ናብ ኣዲስ ኣበባ ክኸይድ እየ።

ከምቲ ኣብ መእተዊ ዝበልክዎ፡ ቅልጣፈ፡ ዕብየት ወይ ደርማስነት ናይዚ ምዕባለታት'ዚ፡ ናይ ብሓቂ ብቐሊል ክተተኮማስዮን ክትውሕጦን ዝከኣል ኣይኮነን። ዓቢ እዩ። ከመይ ጌርና ማዕረ'ቲ ዝቕድመና ዘሎ ኩነታት ክንከይድ ንኽእል፡ ምስቲ ኣብ ቅድመና ተደርዲሩ ዘሎ ዕማማትን ብድሆታትን ክሳብ ክንደይ ክንጎዩ ንኽእል? ከቢድ እኳ እንተኾነ፡ ግድን ብቕልጡፍ ምስኡ ክንስጉም ኣለና።

እዚ ተኸሲቱ ዘሎ ሓድሽ ምዕባለታት'ዚ ሰቕ ኢሉ፡ ብሃንደበት ዝመጸ ኣይኮነን። ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ መንእሰይ ኤርትራ ድማ ብፍላይ ብዙሕ ክቃለሰሉ ዝጸንሐ፡ መስዋእቲ ዝተኸፍሎ፡ ዕድል ዝጠፍኦ እዩ። ማእለያ ዘይብሉ ነገር ክግበር እናተኻእለ እንከሎ፡ ቡቲ ዝነበረ መኻልፍ ተደናጉዩ ወይ ተሓናኺሉ ጸኒሑ ኣሎ። ንዕኡ ክንሰግሮ ክንክእል ኣሎና። ምስ ቀዳማይ ሚኒስተር ኣቢይ ብሰፊሑ ዝተዘራረብናሉ፡ ኑቲ ዝኸሰርናዮ ዕድላት ኣምሊስና ብኸመይ ብዝሓየለ ደረጃ ንቕድሚት ንጎዩ እዩ። እዚ ድማ እዚ ሃገር'ዚ፡ እዚ ህዝቢ'ዚ ክዳለወሉ ኣለዎ። ኣብ ዓበይቲን ንኣሽቱን መደባት፡ ኣብ ነንበይኖም ጽላታት፡ ንዞባና ኣብ ዝምልከቱ ጉዳያት ሓቢርና እንካይዶ ስራሕ ስለዘሎ ነዚ ክንዳለወሉ ኣለና። ድሓን ይጽንሓልና፡ ጽባሕ ቀሰይ ኢልና ነርክበሉ፡ ረማዕ ኢልና ንሰርሓሉ ንብሎ ኣይኮነን። ማዕረ'ቲ ንስከሞ ዘሎና ሓላፍነት ክንጎዩ ስለዘሎና፡





እቲ ህዝቢ ንዕኡ ድሉው ክኸውን ክኽእል ኣለዎ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ መንእሰያት ነዚ ሓድሽ ምዕባለን ተፈጢሩ ዘሎ ዕድላትን ድሉዋት ክኾኑ ኣለዎም። ክልተ ሰዓት ዝሰርሕ ዝነበረ፡ ሽዱሽተ ሰዓት ክሰርሕ ኣለዎ፡ 10 ኪሎሜተር ንመዓልቲ ዝጎዩ ዝነበረ 100 ኪሎ ሜተር ክጎዩ ክኽእል ኣለዎ። ከምኡ ጌርና ጥራይ ኢና ዝኸሰርናዮ ኣምሊስና፡ ንቅድሚት ዝጽበየና ዘሎ መደባት ክንዓምም እንኽእል። ዜጋታት ክልቲኣተን ሃገራት ካብ ዝጸንሐ ኣካዩዳ ብዝቐልጠፈን ብዓጸፋን ክሰርሑ ክኽእሉ ኣለዎም። ስምዒትን ድሌትን ጥራይ ከይከውን ከኣ፡ ንጹራት ውጥናት፡ ብሰዓት፡ ብመዓልቲ፡ ብሰሙን ዝግለጹ መደባት ተጻፊፎም፡ ንዕኡ ዝኸውን ዓቕሚ ከነዋፍር ክንክእል ኣሎና።

ዝጸንሐ ተረፍ መረፍ ግዕዝያት ናይ ምጽራይ ዕማም ከይወጠጠና - ንሱ ቀሊል ነገር ስለዘይኮነ - ንቅድሚት ዘሳጉመና፡ ዓበይቲ መደባት ክንሰእል ኣሎና። ኣብ ዝመጽእ ቀረባ ኣዋርሕ ድማ ነዚ ብዝምልከት ክልቴና ወረቓቕትና ከነጻፍፍ ኢና። ቀዳማይ ሚኒስተር ኣቢይ ነዚ ብልቢ ክሰርሓሉ ልዑል ድሌትን ቅሩብነትን ስለዘለዎ፡ ንሕና እቲ ዝግባእ ደገፍ እናሃብና፡ እዚ መደባት'ዚ ከም ዝሰርሕ ክንገብር ክንክእል ኣሎና። ናይ ሓባር ዕማምና ከም ሓደ ሃገር፡ ከም ሓደ ህዝቢ፡ ከም ሓደ ሓይሊ፡ ኴንና ክንተግብሮ እዩ መደብና። እዚ ብወገኑ ኣብ ከባቢና ዘሎ ኩነታት ክንቅይር ክሕግዘና እዩ። ሕርያ ኣይኮነን። ኣብ ከባቢና ዘሎ ኩነታት ከይቀየርና ንሕና ናይ በይንና ኩነታት ጥራይ ቀይርና ኣለና እሞ፡ ኩሉ ነገር ብጽቡቕ ክኸይደልና እዩ ኢልና ክንዛረብ ኣይንኽእልን። ንኩብረሉ ዘለና ጎደቦ ክቐስን ክኽእል ኣለዎ ጥራይ ዘይኮነ፡ ሓቢሩ ምሳና ክዓዪ ስለዘለዎ፡ ንሱ እውን ኣብዚ ናትና መደብ ከም ዝኣቱ ክንገብር ኢና። ነዚ ዝኸውን ባይታ ቀልጢፍካ ምጽራግ ከድሊ እዩ። ስጉምትታት ምውሳድ ከድልዮ እዩ። ድሮ'ውን ጀማሚርናዮ ኣለና። ዓው ኢልና ኣይንዛረበሉ እምበር፡ ብዮጉብሪ ግን ኣብ ባይታ ክንሰርሓሉ ጀሚርና ኣለና።

እዚ ኣውጺእናዮ ዘሎና ዓቢ መደብ ድሕሪ ሽዱሽተ ወርሒ ወይ ዓመት እንታይ ክመስል ይኽእል ብዮጉብሪ ክንርእዮ ኢና። ከመይ ጌርና ናህሪ ንውሰኸሉ፡ ከመይ ጌርና ኣድማዕነቱ ነዕብዮ ኸኣ፡ ብሓባር ስለዘሎና፡ ኢሂንምሂን እናተባሃልና፡ ምዕባለታቱ ብዮገቡእ እናተኸታተልና፡ ናይ ዉሽጢ ዓቕምታት ጥራይ ዘይኮኑ ካብ ደገ ዝመጽእ ዓቕምታት'ውን እናንሳንስና ክንሰርሓሉ ኢና።

ኣብዚ ልዕሊ ዝኾነ ነገር እቲ ወሳኒ ናይ ህዝቢ ሱታፌ፡ ናይ ህዝቢ ሓይሊ እዩ። ስለዚ ኣብ ዓዓድና ዘሎ ኣወዳድባ ክነሐይል ኣለና። ርግጽ እዩ ክንሰርሖን ዝጉጥመና ዝነበረ ብድሆታት ክንምክትን ጸኒሕና ኢና። እቲ ሕጂ ክስራሕ ዘለዎ ግን ዝያዳ ዝዓበየ እዩ። ስለዚ፡ ነዚ ኣብ ቅድሜና ተጉቲኑ ዘሎ ዕድላትን ብድሆታትን ብዮገቡእ ክንሰርሓሉ፡ ቅድም ቀዳድም ናይ ህዝቢ፡ ብቐንዱ ኸኣ ናይ መንእሰያት ድሉውነት ክህሉ ኣለዎ። ሕጂ ኩነታት ደቂሱ'ዩ፡ ኩሉ ነገር ተፈቲሑ'ዩ፡ ሰላም መጺኡ'ዩ ኢልና ረማዕ ንብለሉ ግዜ ኣይኮነን። ሰላም ስለዝመጸ ሓላፍነትና ዝኸበደ እዩ ዝኸውን። ስራሕና ዝኸበደን ዝዓበየን ገስጋስና ድማ ዝቐልጠፈን'ዩ ክኸውን ዘለዎ። ሰላም መጺኡ፡ ቀሲንና ተሓጉስና ኢልና ክንዝክ ኣይኮናን። ኩሉ ጸገማት ተወዲኡ እዩ ኢልና ንዛዕሉ መድረኽ ዘይኮነ። ኣብዚ ተኸፊቱ ዘሎ ሓዲሽ ምዕራፍ ብዝያዳ ሓይሊ፡ ብዝያዳ ተገዳስነት፡ ክንሰርሕ ሓላፍነት እንስከመሉ ግዜ እዩ።

እዚ ተፈጢሩ ዘሎ ሃዋህው፡ ብዝተወጠነን ብዝተጸንዐን መገዲ ዓቕምታትና ብዮገቡእ ወዲንና ክንሰርሓሉ ኣለና። ሃገራውነት ይኹን፡ ሃገራዊ ኮሰሌን ካልእ ዝተፈላለየ ወዳቢታትን ናይ'ዚ ሃገር፡ እዚ ኩነታት እዚ ኣብ ቅድመና ጉቲርዎ ዘሎ ሓላፍነታት ብዕምቈት ተገንዚቦም ኩዓለውሉ ዘለዎም ነገራት ብዙሕ እዩ። ብስነ-ኣእምሮ፡ ኣወዳድባን ዝርዝር ናይ ስራሕ መደባትን ኩዓለውሉ ዘለዎም ብዙሕ ጉዳያት ኣሎ። ኣወዳድባና ኣጽፊፍና፡ ብዝበለጸ ምሕደራን ብዝለዓለ ብቕዓትን ክንሰርሓሉ ክንክእል ቡበወገንና ኮፍ ኢልና ወረቓቕትና ከነጻፍፍ ክንክእል ኣለና። ስለዚ ዘለናዮ ግዜ ንግዚፍ ስራሕ ቅሩብነት ዝሓትት እዩ። ቅድሚ ዝኣገረ መንእሰያት ናይ'ዚ ሃገር ኣብ ቅድሚኦም ዘሎ ሓላፍነት ብዮገቡእ ክግንዘቡዎ ኣለዎም። ንወለዶታት መሰረት ኣንጺፎም ዝሓየለን ዝበለጸን ኩነታት ክፈጥሩ ስለዘለዎም፡ ማዕረ'ቲ ዝጽበዮም ዘሎ ሓላፍነት ኮይኖም ክርከቡ ኣለዎም።

፨ ፨ ፨

ሪፖርታዥ

# 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብዝበረኸ ኣገባብ ተቛጺዑ

8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት "መንእሰይ፡ ጸዓት ዘላቒ ዕበየት" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ ካብ 13-15 ሓምለ ምስ መመረቕታ 31 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን 9 ዙርያ ማሞቕን ተወሃሂዱ፡ ኣብ'ታ ንመንእሰያት ብትምህርቲ፡ ብሞያ፡ ብጥዑይ ስነምግባርን ክብርታትን መልሚላ ናብ ልምዓት ሃገር እተዋፍር ሳዋ ተኻይዱ። ኣብ'ዚ ካብ ወሽጥን ወጻእን ዝመጹ ልዕሊ 20 ሽሕ ኤርትራውያን መንእሰያት ዝተሳተፍዎ ዝተፈላለየ ባህላዊ፡ ስፖርታዊ፡ ትምህርታዊ ውድድራት፡ ሰሚናራትን ናይ ዘተ መድረኻትን፡ ምትብባዕን ምሸላምን ብሉጻት መንእሰያት፡ ዑደት ናብ ልምዓታውን ታሪኻውን ቦታታት፡ ማእቶታዊ መደባትን ካልኦት ስፉሕ መሰናድኦታትን ዝሓቖፈ ዝተፈላለየ ትሕዝቶታት ቀሪቡ።

8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት፡ ምህዞን ፈጠራውነትን መንእሰያት ዘንጸባርቐ፡ ኣብ ዝሓለፈ 40 ዓመት ኣበርክቶ ማሕበር ኣብ ምህናጽ መንእሰይን ከምኡ'ውን ተራ መንእሰያት ኣብ ማዕርሕ ምውሓስ ልኡላውነትን ምህናጽ ሃገርን ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን ዘንጸባርቐ ክኸውን ብኣተኩሮ ተሰሪሑሉ። ብዘወሳኸ ሰፊሕ ናይ ምዝላይን ምግራብን መደባት ማእቶት ዘጠመረ፡ ልሙድ ትምህርታዊ፡ ባህላውን ስፖርታውን መደባት ተኻይደዎም።

ብሓፈሻ 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብሓይሊ ወዳብን ምውህሃድን፡ ተወፋይነትን ጻዕርን ሃማመተኤን ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻልን ምስ ኩሉ ዝምልከቶ ኣካላት መንግስትን ግንባርን ብምውህሃድ ብልዑል መዓርግ ተዛዚሙ። በዚ መሰረት ኣዚ ንልዕሊ ኣርባዕተ ኣዋርሕ ብጾዑቕ ዝተዳየሉ ዓቢ ሃገራዊ መድብ ንዘበርኦ ሓያል ጎዚ ክዕቀብን ንዝያዳ ብራኸ ክሰርሓሉን ንዘበርኡ ድኽመታትን ብደሆታትን ብኣጋ ክእረሙን ክመሓየሹን ብደረጃ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ዝቖመ ኮሚተን ዞባታትን ኣብ ወሽጠንን ብዝተናጸለ ዓሚቚ ገምጋማት ተኻይዱ።

ኣብ ቅንያት 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ካብ ዝተኻየዱ ንጥፈታት ንምጥቃስ፡

ክቡር ፕረዚደንት ሃገረ ኤርትራ ኣቶ ኢሳይያስ ኣፍወርቂ፡ ኣብ ድሮ መኽፈቲ ፈስቲቫል ብ12 ሓምለ ኣብ ሰዓታት ድሕሪ ቐትሪ ኣብ ህሉው ኩነታትን ፖለቲካዊ ምዕባለታት ዞባናን ኣመልኪቱ ካብ ወሽጢ ሃገርን ደገን ንዝመጹ ተሳተፍቲ ፈስቲቫል ሰሚናር ኣካይዱ። ኣብ ተመሳሳሊ ዕለት፡ ሽልማት ምህዞን ሰነዓን ከምኡ'ውን ካብ ድያስፖራ ንዝመጹ መንእሰያት ዝወሃብ ሽልማት ሳዋን ካብ ኢድ ክቡር ፕረዚደንት ተዋሂቡ።

ንስነስርዓት መመረቕታ 31 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን 9ይ ዙርያ ማሞቕን፡ መኽፈትን መዕጸውን 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ንምድማቕ ልዑል መሃዘትን ፈጠራን ዝሓለፎም ወተሃደራዊ ምርኢት፡ ምርኢት











ክላስቲክስ፣ ድራማታት ከምኡ'ውን ብኸለን ቋንቋታት ብሄራትና ዝቐረበ ደርፍታትን ካልእ ጥበባዊ ስርሓትን ቀሪቦም።

ትምህርታዊ ውድድራት ኣብ ዓወድታት ክትዕ፣ ሓፈሻዊ ፍልጠት፣ ትንታኔ መጽናዕታዊ ጽሑፋት ብብደረጅኡ ንተመሃሮ፣ ሰራሕተኛታት መንእሰያትን ሰራዊትን ተኻይዱ። ካብ ወሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝመጹ መንእሰያት እተሳተፍዎ ንሳይበራዊ ገበናት ዝምልከት ሰሚናር'ውን ብኣቶ ተኽልዝጊ ጉብረትንሳኤ ቀሪቡ።

ባህላዊ ውድድራት ኣብ መደብት ኣዳራሽ መንእሰያት (ኤግዚቢሽን)፣ ሽነ ያታና፣ ያታዊ ትልሂትን መዚቃን፣ ዘመናዊ መዚቃ፣ ቀያሕቲ ዕምባባ፣ ያታዊ ጸባቒ፣ ውድድራት ስነጽሑፍ ግጥምን ሓጺር ዛንታን፣ ድራማን ኮሜዲን፣ ድግማ ደርፍታት ፈስቲቫል መንእሰያት፣ ኮንሰርትን መኣዲ ስነጥበባትን ድማ ካብ ዝተኣንገዱ መደብት ባህሊ እዮም ነይሮም።

ውድድር ስፖርት ጸወታታት ኩዕሶ እግሪ፣ መርበብ፣ ሰኪዔት ኣብ መንጎ ተመሃሮ ዋርሳይ ይከኣሎ ክቶዶድ ከሎ፤ ውድድራት ኣትለቲክስ፣ ቅድድም ብሽክሌታን ድማ ኣብ መንጎ ዞባታት ተኻይዱ።

ኣብ ምህዞን ሰንዓን፣ ኣብ ዓውድታት ኤሌክትሪካል፣ መካኒካል፣ ኮምፒተር፣ ኤሌትሮመካኒካል፣ መካትሮኒክስ፣ ከሚካል፣ ሕርሻ፣ መጽናዕታዊ ርኽበታት ከምኡ'ውን ናይ ትካላት ውዱእ ስራሕን ናይ ቀልዑን ንምርኢት ብምቕራብ ብተዓዘብቲ ኣድናቖት ረኺቡ። ንዕወታት'ውን ሽልማት ተዋሂቡ።

ማእቶታዊ ንጥፈታት ሓደ ካብ ዓበይቲ ስሩዕ መደብት ማሕበር ኮይኑ፣ ሎሚ ዘመኑ ከም ኣካል ፈስቲቫል ብደረጃ ኮሚቴ ቀይሙ ክሰርሕ ግን ንመጀመርያ ግዜ እዩ። ስለዚ ብመሰረት ኣቐዲሙ ዝወጸ መቓን ስራሕ ኣብ ኩለን ዞባታት ሰፊሕ ናይ ምዝላይን ምግራብን መደብት ማእቶት ተኻይዱ።

ኣብ ኣደራሽ ኣብርክቶ ማሕበር፣ ብጥርኑፍ ንምስሊን ኣብርክቶን ማሕበር ኣብ ውሽጢ 40 ዓመታት ንተሳተፍቲ ፈስቲቫል ንምልላይ ዝዓለመ መደብ ተኻይዱ። ኣብቲ ኣዳራሽ፣ ሓጺር ድሕረ ባይታ ማሕበር፣ ኣብርክቶ ማሕበር ኣብ ንቕሓትን ወዳበን፣ ኣብ ትምህርትን ስልጠናን ከምኡ'ውን ኣብ ጥዕናን ከቡበን ንተሳተፍቲ ቀሪቡ።

ካብ ወሽጥን ወጻኢን ንዝመጹ ኣጋይሽ ብጋቡእ ንምእንጋድ፣ ናይ መጓዓዝያ፣ ምቕባል ኣጋይሽ፣ መደቀስን መግብን ምድላዋት፣ ናይ ኤሌትሪክ ማይን ዓይኒ ምድርን ኣገልግሎታት ምቕራብ፣ ከምኡ'ውን ደረጅኡን ዝሓለዋ ወሃብቲ ኣገልግሎት ብምቕራብን ዓቢ ስራሕ ናይ ምእንጋድ ሎጂስቲክን ፕሮቶኮልን ስርሓት ተኻይዱ።

ነጋድያን ብሰላም ክገዶም ንኽምለሱ ኣብ ወሽጥን ወጻእን ሳዋ ዕዉት ጸጥታዊ ስራሕ ተሰሪሑ።




ምስ ሚኒስትሪ ጥዕና ብምትሕብባር ምሉእ ኣገልግሎት ጥዕና ኣብ ሳዋ ንጋድያን ተዋሂቡ።

ጽሬት መዓስከር ንምሕላዉ ብብኢዋኑ ወፈራ ጽሬት ብምኽያድ ኣድማዒ ስራሕ ተሰሪሑን ፈስስ ርስሓት ብሸፋጣ ተጸሪጉን።

ምስ ኩባንያ ህንጻ ሰገን ብምትሕብባር ጽርግያ ኣቑርደት ሳዋ፣ ሃይኮታ ሳዋን ወሽጢ ሳዋን ከምዝጸገን ተገይሩ።

መደረኽ ምውርራስ ተመኩሮ ብመልክዕ ዕላል መጋርያ፣ መኣዲ ስነጥበባትን ኣስተምህሮታትን ...

ኣብ ዜናዊ መዳይ ድማ ንቴማ ፈስቲቫል ዝትንትኑ ብርክት ዝበሉ ጽሑፋትን መደባትን ተዳልዩ፣ ኣብ ማዕከናት ዜና ተዘርጊሑ። ኣብ እዋን ፈስቲቫልን ቅድምን ድሕርን ፈስቲቫልን ዝተኻየደ ንጥፈታት'ውን ብደረቕን ተንቀሳቓሰን ተሰኒዱ።

8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ካብ ዝሓለፉ 7 ፈስቲቫላት ዝተጠርየ ተመኩሮ ምርኩስ ብምግባር፣ ኣብ ትሕዝቶ፣ ዝርግሐ፣ ዕምቆት መደባትን ኣገባብ ኣወዳድባን ዝበርኸ ኢልካ ክድምደም ይከኣል። ኣብ ውድድር ምህዞን ሰንዓን ዝቐረበ ፍርያት ኣዝዩ ኣተባባዒ እኳ እንተነበረ፣ ቀጻልነቱ ንምርግጋጽ ኣብ ጥርናፈን ኣገባብ ኣወዳድባኡን ዝያዳ ክሕየል ከም ዘለዎ፣ ኣብ ምፍታሽ ተወዳደርቲ ሶያራ ድማ ዝያዳ ስራሕን ኣቓልቦን ከምዝሓትት ንቐጻሊ ክመሓየሹ ካብ ዝተቐሰሙ ተመኩሮ እዮም።

ብሓፈሻ ፈስቲቫልና ልዕሊ 20 ሽሕ መንእሰያት ካብ ወሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝተሳተፍዎ፣ ዘለና ወህሉል ፍልጠትን ተመኩሮን፣ ሓያል ንቕሓትን ወዳበን ዘንጸባረቐ - መንእሰይ ብግብሪ ጸዓት ሓሳባትን ጉልበትን፣ ሓያል ናይ ምግባር ወንን ምኳኑ ደጊሙ ዘረጋገጸ ወዕወዕ ቅንያት እዩ ነሩ። ብፍላይ ድማ ኣብ ሃዋህዉ በሪ ሰላምን ርጉጽ መጻኢን ብምኽያዱ ድማ ፍሉይነቱ ዕዙዝ ነሩ።

ኣብ መወዳእታ ሃማመተኤ፣ 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት - ብዓወት ንኽዛዘም ብሓሳቡ፣ ገንዘቡን ንዋትን ደገፍ ንዘበርከቱ ኩሎም ኣካላት መንግስትን ግንባርን ብሓፈሻ፣ ኩባንያ ህንጻ ሰገን፣ ኩባንያ መጓዓዝያ ሓራት፣ ኣወሃሃዲ ሽማግለ በዓላት፣ ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ፣ ቁጠባዊ ጉዳያት ህግደፍ፣ ኮርፖረሽን ጥሪትን ዘራእትን፣ ፖሊስ ኤርትራን ኣካላት ጸጥታን፣ ምምሕዳራት ዞባታት፣ ሚኒስትሪ ዜና፣ ሚኒስትሪ ጥዕና፣ ሚኒስትሪ ቱሪዝም፣ ሚኒስትሪ ትምህርቲ፣ ሚኒስትሪ መጓዓዝያ፣ ሚኒስትሪ ምክልኻል፣ ሚኒስትሪ ወጻኢ ጉዳያት፣ ቤ/ጽሕፈት ፕረሲደንት ንዘበርከትዎ ኣብርክቶ ምስጋናኡ የቕርብ። ፈስቲቫል ብዓወት ንኽዛዘም ካብ ቅድመ ምድላዋት ክሳብ መፈጸምታ ብልዑል ስራሕን ተወፋይነትን ዝጸዓታ ኩለን ዞባታት ሃማመተኤን ኣባላት ማ/ቤ/ጽሕፈትን ብሓፈሻ ኣባላት ኣዳላዊት ኮሚቴ ድማ ብፍላይ ንዘርኣይዎ ጻዕርን ዕወት ወጽኢትን የድንቖን ምሉእ ኣፍልጦ ይህብ። ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል - ምስ ኩሉ ማሕበረ ሰብ ሳዋ ንዘተገበረ ጽፉፍ ምድላዋትን ምቕሉል እንግዶትን ብስም መንእሰያት የመጉስ።




# ምልሶት ቀርኒ ኣፍሪቃ

## ናብ ዝተኸውልፈ ዕላማ

ቅድሚ ቅሩብ ኣዋርሕ ኣብ ኢትዮጵያ ምስ ዝተኸስተ ውሽጣዊ ፖለቲካዊ ምዕባለታት ተኣሳሲሩ፡ ሓድሽ ቀዳማይ ሚኒስተር ኢትዮጵያ፡ ዶክተር ኣቢይ ኣሕመድ፡ ናብ ስልጣን ድሕሪ ምምጽኡ፡ ብ5 ሰነ 2018፡ መንግስቱ ንስምምዕ ኣልጀርስን ውሳነ ኮምሽን ዶብ ኤርትራን ኢትዮጵያን ብዘይ ቅድመ ኩነት ክትግብሮ ቅሩብ ምዃኑ ብምግላጹ፡ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ሓድሽ ምዕራፍ ከምዝተኸፍተ ዘበስር ኣዝዩ ትስፉው ሃዋህው ተፈጢሩ ይርከብ። ብወገን መንግስቲ ኢትዮጵያ እዚ ተባዕ ውሳነ'ዚ ምስ ተወሰደ፡ ፕሬዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ፡ ብኣጋጣሚ 20 ሰነ መዓልቲ ሰማእታት ኤርትራ ኣብ ዝገበሮ መደረ፡ መንግስቲ ኢትዮጵያ ዝወሰዶ ቅኑዕን ልክዕን ሕርያ ንቕድሚት ንምድራኽን መጻኢ ውጥን ስራሕ ንምንዳፍን፡ ኤርትራ ናብ ኣዲስ-ኣበባ ላዕለዋይ ልኡኽ ከትሰድድ ምውሳና ምስ ኣፍለጠ ድማ፡ በዚ ኣብ ትጽቢት ብዙሓት ዘይነበረ ሓድሽ ክስተት፡ ዘይተሓንሰ ደላይ ሰላምን ምዕባለን ኣይነበረን።

ድሕሪ'ዚ መግለጺታት'ዚ ኣዝዩ ቅልጡፍ ምዕባለታት'ዩ ሰዒቡ። ኣብ ሓጺር ግዜ ቀዳማይ ሚኒስተር ኢትዮጵያ ኣብ ኤርትራ ወግዓዊ ዑደት ፈጺሙ። ክልቲኦም መራሕቲ፡ ብ9 ሓምለ 2018 ኣብ ኣስመራ ሓባራዊ ኣዋጅ ሰላምን ምትሕብባርን ኣጽዲቖም። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ብተመሳሳሊ ኣብ ኢትዮጵያ ወግዓዊ ዑደት ኣብ ዝፈጸመሉ ክቡር ዝበለ ናይ ኣቀባብላ ስነስርዓት ተገይሩሉ። ቡቲ ዝተበጽሐ ስምምዕ መሰረት፡ ን20 ዓመታት ተቛሪጹ ዝነበረ ቀጥታዊ ናይ ቴለፎን ርክባት ብኡ ንብኡ ክጅምር እንከሎ፡ መጉዓዝያ ኣየር ክልቲኦን ሃገራት፡ ካብ ናብን ኣስመራ-ኣዲስኣበባ ስሩዕ በረራ ጀሚረን። ብ11 መስከረም 2018 ድማ፡ ክልቲኦም መራሕቲ ኩናት-ውግእ ከምዝብቅዐ ንምብሳር፡ ዶብ ክልቲኦን ሃገራት ብወግዒ ከፊቶሞ። ኣቲ ብ9 ሓምለ ኣብ ኣስመራ ዝተበጽሐ ስምምዕ ንምድራዕ ከኣ፡ ብ16 መስከረም 2018 ኣብ ጅዳ ስዑዲ ዓረብ ኣብ መንጎ ክልቲኦን ሃገራት ስምምዕ ሰላምን ኩለንተናዊ ምትሕግጋዝን ተፈሪሙ።

ስምምዕ ጅዳ፡ ዝጸንሐ ኩነተ-ኩናት ብወግዒ ከምዝኸተመን ኣብ መንጎ ክልቲኦን ሃገራት ሓድሽ መዋእል ሰላምን ምሕዝነትን ኩለንተናዊ ምትሕብባርን ከምዝተራሕወን ብምብሳር፡ ክልቲኦን ሃገራት ንውሳነ ኮምሽን ዶብ



ኣተግቢረን፡ ኣብ ፖሊቲካ፡ ጸጥታን ምክልኻልን፡ ቁጠባ፡ ንግዲ፡ ወፍሪ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ዓውድታት ኣብ ተመላላእነትን ወሃደትን እተመርኮሰ ኩለንተናዊ ምትሕብባር ክፈጥራ፡ ሓባራዊ ፕሮጀክትታት ወፍሪ እንተላይ ሓባራዊ ፍሉይ ቁጠባዊ ዞናታት ከማዕብላ፡ ዞባዊን ኣህጉራዊን ሰላምን ጸጥታን ንምውሓስ ብሓባር ክጽዕታ ከምዝተበገሳ ብንጹር ኣስፊርዎ ኣሎ።



ኣብ ኣብ'ዚ ምዕባለታት'ዚ፡ መራሕቲ ሃገራት ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልያን፡ ብ5 መስከረም 2018 ኣብ ኣስመራ ተራኺቦም ድሕሪ ዘካየድዎ ስሉሳዊ ዘተ፡ ንኣጠቓላሊ ዞባዊ ምትሕብባር ሓባራዊ ኣዋጅ ምኽታሞም፡ ፕረዚደንት ደቡብ ሱዳን ኣብ ኤርትራ ዑደት ምፍጻሙ፡ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂን ፕረዚደትን ጅቡቲ ዑመር ገለን ብ17 መስከረም ኣብ ጅዳ ስዑዲ ዓረብ ተራኺቦም ዝምድና ክልቲኤን ሃገራት ናብ ንቡር ንምምላስ ምርድዳኦም፡ ኑቲ ከም ውጽኢት ስምምዕ ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝተፈጥረ ሓድሽን ትስፉውን ምዕባለ፡ ተወሳኺ ሓይልን ድርኺትን ዝፈጠርሉ ዓበይቲ ፍጻመታት ናይ'ዚ ዝሓለፈ ኣዋርሕ እዮም። እዚ ተበግሶ'ዚ ንኻልኦት ሃገራት ናይ'ዚ ጎደቦ እውን ክጽንበር ዘንቀደ ናይ ሰላምን ምትሕብባርን ተበግሶ ምዃኑ ድማ ንጹር እዩ።

እዚ መራሕቲ ሃገራት ዞባና፡ ናይ ህዝባታቶም ጥቡቕ ጂኦግራፊያዊ፡ ታሪኻዊ፡ ባህላዊን ሃይማኖታዊን ምትእስሳር፡ ከምኡ'ውን ናይ ሓባር ረብሓታትን መጻኢ ዕድልን ኣብ ግምት ብምእታው፡ ታሪኻዊ ድሕረ ባይታን ተመሳሳሊ ሕብረተሰባኣዊ ኣቋውማን ከም መበገሲ ንዘበረኸ ዕላማ ብምውሳድ፡ ሃገራዊ ናጽነት፡ ልኡላውነትን ግዝኣታዊ ሓድነትን ሓድሕድ ብምኽባር፡ ብሓባር ክሰርሑ ወሲዶሞ ዘለዉ ተበግሶ፡ ብህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ሓድሽ ክስተት ተገይሩ ዝርአ ኣይኮነን። ካብ ነዊሕ ኣትሒዙ ባህጊ ህዝብን መንግስቲን ኤርትራ ዝነበረን መንግስቲ ኤርትራ ብዙሕ ዝጸዓረሉን ዝደኸመሉን ጉዳይ እዩ።




ታሪኽና ተመሊስና ምስ እንወከስ፡ ኣብ መፋርቕ ዚሓለፈ ዘመን፡ መግዛእቲ ካብ ኣፍሪቃ ኣብ ዝተዘርዘረሉ መድረኽ፡ ህዝቢ ኤርትራ፡ ከም ኩሎም ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ ዝነበሩ ህዝብታት፡ ናጽነት ክረክብ ሕጋዊን ባህርያዊን መሰሉ እኳ እንተነበረ፡ ንግሎባዊ ስትራተጂ ዓበይቲ ሓይልታት ተባሂሉ፡ መሰል ርእሰ ውሳነኡ ንናጽነት ተጋሂሱ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ነዚ ዓመጽ'ዚ፡ ፈለማ ብሕጋዊን ሰላማዊን ኣገባብ'ዩ ተቓዊምዎ። ንሕጋዊ ሕቶኡ ዝተዋህቦ ምላሽ ግን ስሩዓት ሓይሊ ብምንባሩ፡ ህዝቢ ኤርትራ መሰሉ ንምርግጋጽ ብዘይካ ዕጥቃዊ ቃልሲ ካልእ ኣማራጺ ኣይነበሮን። በዚ ድማ ነዊሕን ደማዊን ኩናት ሰዒቡ፡ ብሰላማዊን ሕጋዊን ኣገባብ ብቐሊሉ ክፍታሕ ዝኽእል ጉዳይ፡ ህይወት ኣማኢት ኣሽሓት ዜጋታት ኤርትራን ኢትዮጵያን በሊዑ፡ ን30 ዓመታት ሰፍ ዘይብል ናይ ግዜን ዕድላትን ክሳራ ኣስዒቡ፡ ዘይተኣደነ ዕንወት ኣኸቲሉ፡ ንዕብየት ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ኩሊፉ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣሉታዊ ጽልዋኡ ኣብ ሰላምን ምርግጋእን ዞባና ቀሊል ኣይነበረን።

ኣብቲ ህዝቢ ኤርትራ ሓርነታዊ ቃልሲ ዘካይደሉ ዝነበረ እዋን፡ መሪሕ ውድብ ህ.ግ. ቃልሱ ኣብ ምርግጋጽ ናጽነት ኤርትራ ጥራይ ዝተሓጽረ ኣይነበረን። ኣብ ኢትዮጵያ፡ መሰል ርእሰ ውሳነ ህዝቢ ኤርትራ ኪኽበል ዘይክእል ስርዓት ክሳብ ዘሎ፡ ብኩናት ኣሰኪፋ እውን እንተኾነ፡ ምሉእ ሰላም ክረጋገጽ ከምዘይክእል ብምግንዛብ፡ ኣባሪ ፍታሕ ንጉዳይ ኤርትራን ህዝብታት ቀርኒ ኣፍሪቃን፡ ብቐንዱ ምርግጋጽ ሰላምን ሰናይ ጉርብትናን ምዃኑ ልዑል እምነት ነበሮ። እቲ ድሕሪ ናጽነት ኤርትራ፡ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ንውሑድ ዓመታት ዝተራእየ ሰላማዊ ዝምድና ከኣ፡ ሃንደበት ምስ ናጽነት ኤርትራ ዝመጸ ምዕባለ ዘይኮነ፡ መቐጸልታ ናይቲ ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ነዚ ዕላማ'ዚ ንምርግጋጽን ቃልሲ ክልቲኡ



ህዝብታት ንምትሕብባርን ዝተኻየደ ነዊሕን ዓቃልን ቃልሲን ዝተኸፍለ ረዚን መስዋእቲን'ዩ ነይሩ። ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣብቲ ኣንጻር ምልካውነት ብበወገኖም ዘካይድዎ ዝነበሩ ቃልሲ፡ ምስ ኩሉ ጸገማቱን ብብግዜኡ ዘኸሰት ዝነበረ ዘይምቅዳዋትን፡ ኣንጻር ናይ ሓባር ጸላኢ ዘማዕበልዎ ናይ ምድግጋፍ ዝምድና ከኣ፡ ድሕሪ ውድቀት ስርዓት ደርግ፡ ንሓጺር ግዜ ሰላማዊ ርክብን መጠናዊ ናይ ምትሕግጋዝ ባይታንክፈጥሩ ኣኽኢልዎም ነይሩ እዩ።

ካብ 1991 ክሳብ 1998 ኣብ ዝነበረ ናይ ሰላም ዓመታት፡ እቲ ቅድሚኡ ዚሓለፈ ጸለም ምዕራፍ ተዓጽዩ፡ ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ንሓጺር ግዜ ረባሕቲ ናይ'ቲ ዝተፈጥረ ሰናይ ጉርብትናን ምትሕብባርን ኪኾኑ በቒዖም ነይሮም። ኣብ ክልቲኦን ሃገራት ዚሰፈነ ናይ ሰላምን ምትሕብባርን ሃዋህው ድማ ንምሉእ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዘጸለወ ምዕባለታት ወሊዱ። ኣብ ምኽልኻል ደርቂ ጥራይ ኣተኲሩ ዚነጥፍ ዚነበረ ዞባዊ ውድብ ኢጋድ፡ ብቐንዱ ብተበግሶ መንግስቲ ኤርትራ ከምኡ'ውን ብደገፍ ካልኦት ሃገራት ናይ'ዚ ዞባ ዕላማታቱ ናብ ልምዓትን ምትሕግጋዝን መላእ ጎደቦ ከምዚሰፍሕ ተገይሩ። በዚ ከኣ፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብምሉኡ ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ሓባራዊ ዕብየት ክማዕዱ በቒዑ ነይሩ። እንተኾነ በቲ ስዒቡ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ዝተፈነወ ዘይምኹኑይ ወራር፡ ዞባና ዳግማይ ናብ ኩነት-ኩናትን ኣይሰላም-ኣይኩናትን ስለዝተመልሰ፡ ባህጊ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ጥራይ ዘይኮነ ባህጊ ህዝብታት ዞባና ክሰምር ኣይከኣለን።

እዚ ሕጂ ብመራሕቲ ሃገራት ዞባና ተወሲዱ ዘሎ ተበግሶን ዝጀማምር ዘሎ ሓባራዊ መደባት ዕብየትን፡ ምትሕብባርን ሽርክነትን እምበኣር፡ ናብ'ቲ ኣቐዲሙ ዝድለ ዝነበረ እሞ ዝተኸልፈ ቅዱስ ዕላማን ራእይን ዝመልስ፡ ተስፋ ዝሁብ ኣንቅዶ እዩ።

ከምዝፍለጥ ራእይ ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ፥ ሰላምን ፍትሒን ዝሰፈና ሃገር ልምዓትን ቀጻሊ ዕብየትን ምህናጽ እዩ። እዚ ዘቤታዊ ራእይ'ዚ ክሰምር ከኣ፡ ህላወ ርጉእን ተመላላእን ጎደቦ፡ ቅርዕው ዞባዊ ዝምድናታትን ሽርክነትን ወሳኒ ምዃኑ፡ ብዓንተቦኡ ጽኑዕ እምነት ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ እዩ ነይሩ። በዚ ድማ እዩ፡ ህዝቢ ኤርትራ ልኡላውነቱ ድሕሪ ምርግጋጹ፡ ምስ ህዝቢ ኢትዮጵያ ሰላማዊ ጉርብትናን ምሕዝነትን ክፈጥር ዝበሃገ። ዕላማ ናይ'ቲ ክቡር መስዋእቲ ዚኸፈልሉ ቃልሲ፡ ምርግጋጽ ሰላም፡ ሰናይ ጉርብትና፡ ምርግጋእን ሓባራዊ ዕብየትን ስለዝነበረ።

ሽርክነትን ተመላላእነትን ደረኽቲ ቁጠባዊን ባህላዊን ስልጣነ እዮም። ክንዲ ዝኾነ ናይ ሓባር መጻኢን ዕድልን ዝጠምሮም ህዝብታት፡ ዘለዎም ሓባራዊ ረቛሒታት ብምድማቕ፡ ንልምዓትን ምዕባለን ሓነቕቲ ዝኾኑ ፍልልያት ብምህሳስ፡ ናጽነት፡ ልኡላውነትን ግዝኣታዊ ሓድነትን ሓድሕድ ብምኽባር፡ ባህላዊን ቁጠባዊን ምትእስሳር ዜደልድል፡ሕውነት፡ ማዕርነትን ምትሕብባርን ዜማዕብል፡ሓባራዊ ቁጠባዊ ምዕባለን ሽርክነትን ዜደንፍዕ ባይታ ክፈጥሩ፥ ጉዕዞ ዕብየት ዘሐንብብ ልክዕን መተካእታ ዘይርከቦን ሕርያ እዩ።

ከምዚፍለጥ፡ ኣብቲ ህዝቢ ኤርትራ ንናጽነቱ መሪርን ደማዊን ቃልሲ ዘካይደሉ ዝነበረ መድረኽ ሓርነታዊ ኩናት፡ ተኸታተልቲ ስርዓታት ኢትዮጵያ፡ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንምጭፍላቕ፡ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ኤርትራ ዚፈጸምዎ ጃምላዊ ህልቂትን ግፍዒን ውሑድ ኣይነበረን። ብስልጡን መትከላት፡ እዚ ገበን'ዚ ብወገዒ ይቐሬታ ኪሕተተሉን ካሕሳ ኪኽፈለሉን ይግባእ እኳ እንተነበረ፡ ህዝቢ ኤርትራን መንግስቱን ዚሓለፈ ምዕራፍ ብምዕጻው፡ ንቕድሚት ኪጥምቱ እዮም መሪጾም። መጻኢ ረብሓ ክልቲኡ ህዝብታት ከምዚዓቢ ኣብ ግምት ብምእታው ድማ፡ ሰላማዊ ጉርብትናን ምሕዝነትን ብሂጎም። ሕጂ እውን እዚ ምርጫ'ዚ መተካእታ ዝርከቦ ኣይኮነን። ካብ ወጻኢ ካልእ መገዲ ዕብየት ስለዘየለ።

ቅድሚ 20 ዓመታት፡ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ኩናት ክእወጅ እንከሎ፡ መንግስቲ ኤርትራ፥ ዝምድና ክልቲኦም ህዝብታት ኣብ ሓደጋ ከይወድቕ ብምሕላይ፥ እቲ ግጭት ካብ ዝተወልዓሉ መዓልቲ ጀሚሩ፥ ጉዳይ ዶብ ብሕጋዊን ሰላማዊን ኣገባብ እምበር ብሓይልን ስጉምቲ ሓይልን ከምዘይፍታሕ፥ ኩናት እንተተኻየደ እውን ዘይርካ ዘይርካ ናብ ሕጊ ምምላስ ከምዘይተርፍ ጸቒጡን ደጋጊሙን ይጽውዕ ምንባሩ ኩሉ ዝዝክሮ እዩ። ሕሉፍ ሓሊፉ እውን "ሰራዊት ኤርትራ ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ይኹን ኩነት፡ ቀዳመይቲ ጥይት ከምዘይትትኩስ" እናገለጸ፥ እቲ ጉዳይ ብሰላማዊን ሕጋዊን መገዲ ንኽፍጸርፍ ዝነበሮ ድሌት ብዘየወላውል መገዲ ኣነጺሩ፥ ኣብ ምቁራጽ ተጻብኦታት ይጸቅጥ ከምዝነበረ ህዝቢ ኤርትራ ጥራይ ዘይኮነ ህዝቢ ኢትዮጵያ እውን ዝርስዖ ኣይኮነን። "ድሕሪ ማይ ኣብ በዓቲ" ከምዝበሃል ከኣ፡ ድሕሪ ብዙሕ መቕዘፍቲን ዕንወትን፡ እቲ ጉዳይ ከምቲ መንግስቲ ኤርትራ ብዓንተቦኡ ዝተማሕጸኖ ናብ ሕጊ ቀሪቡ፡ እቲ ከም ምኽንያት ዝቐረበ ጉዳይ ዶብ ከኣ፡ ኣብ መጨረሽታ ብ13 ሚያዝያ 2002 ቀያዲን ናይ መወዳእታን ብይን ተዋሂብዎ።

ህዝቢታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣብ ዝሓለፈ 20 ዓመታት ብግብሪ ከምዝተዓዘብዎ፡ እቲ ኣብ መንጎ ክልቲኤን ሃገራት ዳግማይ ዝተወልዐ ኩናት፡ ከምቲ ቅድሚኡ ዝሓለፈ ነዊሕን መሪርን ኩናት፡ ብዘይካ ዕንወት ዝተረኽቦ ፋይዳ ኣይነበረን።

ካብ ኩናት ዝርኩብ ፋይዳ ስለዘየለ። እቲ ዘሕዝን እቲ ጸገም ቡቲ ናይ ክልተ ዓመት ኩናት ዘይምብቅዑ እዩ። ዝተዋህበ ብይን ብምትግባር፡ ዝምድና ክልቲኡ ህዝብታት ቀልጢፍካ ናብ ንቡር ኣብ ክንዲ ምምላሱ፡ ብቐንዱ ንናይ ግዳም ኣጀንዳ ተባሂሉ፥ ትግባረ ብይን ሓኒቕካ ብምሓዝ፡ ንህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ የዳኽም'ዩ ዝተባህለ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታት ስዒቡ። ንሱ እውን ኣይሰርሐን። ህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ፡ መንእሰይ ኤርትራ ድማ ብፍላይ ጸኒዖም ስለዝመከትዎ፡ ኩሉ ዝተሓሰበ ውዲታትን ሽርሒታትን በኺኑ ተረፉ። ይኹን'ምበር 20 ዓመታት ዝኣክል ግዜ ስለዝበልዐ፡ ሃሰያኡ ኣብ ልዕሊ ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ጥራይ ዘይኮነ ኣብ መላእ ዞባና ቀሊል ኣይነበረን።

ድሕሪ'ዚ ኹሉ ናይ ፅንወት ታሪኽ እምበኣር፡ በዚ ኣኽሳሪ መገዲ'ዚ ምቕጻል ዝደሊ ወገን ክህሉ ዝሕሱብ ኣይኮነን። ኩናት'ዶ ሰላም የርብሕ፡ ኣብዚ ሕጂ ሰዓት ንህዝቢ ኢትዮጵያ ብሩህ ኮይኑ ስለዘሎ፡ ምርጫ ህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ሰላም ጥራይ እዩ። ነዚ ሕጂ ተኸሲቱ ዘሎ ምዕባለታት ዝደረኸ ከኣ፡ ብቐንዱ፥ ሓያል መኸተ ህዝቢ ኤርትራን መንግስቱን ከምኡ'ውን ድምጺን ጻውዒትን ህዝቢታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ንሰላም እዩ። ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ ናይ 20 ሰነ መግለጺኡ ዝበሎ፦

“ከም ናይ ህዝቢ ኤርትራ ተመሳሳሊ፡ ናይ ህዝቢ ኢትዮጵያ ድልየት ንሰኒት ምስ ኤርትራ



ሓድሽ ምህዞ ኣይኮነን። . . . ተመሳሳእነት ናይ ክልቲኦም ህዝብታትን ሃገራትን ክልተኣዊ ሓባራዊ ረብሓታቶምን ዕብየቶምን፡ ንልዕሊ ክልተ ወለዶታት ዝደኸምናሉን ዝተሰዋእናሉን ብሉጽ ዕላማ ስለዝኾነ ከኣ፡ ብንጥፈት ንጸምደሉ ቀዳምነት እዩ። . . . ዝተፈላለዩ ጽላታዊ ልምዓታዊ መደባትና ምስ ጎረባብትና ብሓፈሻ፡ ብፍሉይ ከኣ ምስ ኢትዮጵያ ኣዛማዲና ክንርእዮ ባህርያዊ እዩ። ክሳብ ንሓርነት ከቢድ መስዋእቲ ዝኸፈልናሉ፡ ድሕሪ ሓርነት እውን ንድሕነት ልዑላውነትና ሰማእታት ዘሕለፍናሉ ስለዝኾነ ከኣ፡ ሕጂ ብዝያዳ ክንሰርሓሉ ሙብጽዓናን ሞሳ ሰማእታትናን እዩ።”

ብርግጽ ድማ፡ ክልቲኦም ህዝብታት፡ ናይ ሓባር ረብሓን መጻኢን ዝጠምሮም ተፈላልዮም ክኸዱ ዘየርብሖም ህዝብታት እዮም። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ብዙሕ ናይ ቃለ-መሕትት ኣጋጣሚታት ደጋጊሙ ዝተዛረቦን ኣብ ታሕሳስ 2000 ስምምዕ ኣልጀርስ ኣብ ዝተኸተመሉ ስኑ-ስርዓት እውን ጸቒጡ ዘስመረሉን ወትሩ ዘይርሳዕ



ጥቕሲ ኣሎ።

“ጉርብትና ህዝብታት እንተደለኻ እትቀራረበሉ እንተዘይደለኻ ኣርሒቕካ እትኸደሉ ናይ ገዛ ክራይ ጉርብትና ኣይኮነን። ንጉርብትና ህዝብታት ከም ምርቓ ወሲድካ ብሓባር፡ ብሰላምን ምትሕግጋዝን ካብ ምንባር ወጺኢ ካልእ መተካእታ ምርጫ የለን።”

እዚ ኣመለኻኽታ'ዚ፡ ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ይኹን እዋን ክስገር ዘይክእል ሓቂ እዩ። ብብዙሕ ዕንቅፋታት ግን ክሳብ ሕጂ ኣይሰመረን ጸኒሑ። “ዘራጊ እንከሎ ጽሩይ ማይ ነይስተ” ከምዝበሃል፡ ክልቲኦም ህዝብታት፡ ንልዕሊ ፍርቂ ዘመን ንግዳማዊ ዓለማዊ ኣጀንዳታት ከገልግል ብዝተሓርየ ፖለሲታትን ንጉዳያት ብስኑሞንት ሓይሊ ናይ ምፍታሕ ህንዳደን ናይ ክልተ ወለዶታት ዕድል ከሲሮም እዮም።

ድሕሪ'ዚ ናይ 20 ዓመታት ዘይግባእ ክሳራ፥ መንግስታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ሓደሽ ምዕራፍ ንምኽፋት ወሲዶሞ ዘለው ተበግሶን ከም ውጽኢቱ ዝስዕብ ዘሎ ዞባዊ ምዕባለታትን እምበኣር፡ ኣገዳሲ ኣምንታዊ ስጉምቲ ንምዕባለን ዕብየትን ህዝብታት ዞባና እዩ። እዚ ተኸቲሉ ዘሎ ባና ትስፋውን ብሩህን መጻኢ ዝያዳ ደሚቑ፡ እቲ ብዙሕ ዝተደኸመሉን መስዋእቲ ዝተኸፍለሉን ዝተኸልፈ ቅዱስ ዕላማ ናብ ቦታኡ ተመሊሱ፥ ራእይን ድሌትን ህዝብታት ዞባና ክስምር ድማ፡ እቲ ተበግሶ ክሕይልን ክድልድልን ናይ ኩሎም መንግስታት ዞባና ጽኑዕ ሙብጽዓ ንሰላምን ቀጻሊ ስራሕን ይሓትት።

# ትሰፋው ንፋስ ንመንእሰያት ዘሰኽሞ ሓላፍነት

*"ዋላእኳ ዓለምና፡ኣብ ሕንፍሽፍሽን ነውጽን ተሸሚማትሃሉ፡ ሓይሊ ናይ ተስፋ ንፋስከኣ ይነፍስ ኣሎ!..."*

ዋና ጸሓፊ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ኣንተንዮ ጉተረዝ ብ25 መስከረም ኣብ መበል 73 ሓፈሻዊ ባይቶ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ኣብ ዘስምዖ መደረ፡ ንኸደብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣመልኪቱ ካብ ዝበሎ ቃል እዩ።

ኣብ'ቲ ብዕለት 16 መስከረም ኣብ ከተማ ጅዳ ንጉሰት ስዑድ ዓረብ ኑቲ ብ09 ሓምለ ኣብ መንጎ መራሕቲ ሃገራት ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣብ ኣስመራ ዝተኸተመ ሓፈሻዊ ናይ ሰላምን ምሕዝነትን ስምምዑ ኣብ ህላወ ወከልቲ ሕብረት ኣፍሪቃን ውድብ ሕቡራት ሃገራትን ኣብ ዝተደርዓሉ ኢጋጣሚ'ውን ተመሳሳሊ መደረ ኣቕሪቡ ኔሩ እዩ። እዚ ትሰፋው ሃዋህዉ ጎደቦና፡ ካብ ዝጠዘሐ ወጥሪት ዓለም'ውን ናይ ደገፍ መልእኽቲ ይቕርበሉ ኣሎ።

እዚ ብብዙሓት የሃና ዝብሃለሉ ዘሎ፡ ከም ፈረጃማ ሓያል ጻዕሪ ዝተበጽሐን ልዑል ብቕዓት ዘመስከረን ሃዋህው፡ ንመንእሰይ ዘሰኽሞ ሓላፍነት'ከ እንታይ እዩ?

ኤርትራ ከም ሃገር ብመንእሰይ ህያው ዝኾነት፡ ደሓላ ብመንእሰይ ዝተዋሕሰ ብሩህ መጻኢኣ'ውን ኣብ መንእሰይ ዝምርኮሰ ሃገር እያ። እዚ ሓቂ እዚ ምስ እንኣትዎ ዘሎና መድረኽ ብኸመይ እዩ ዝዝቡ?

ኣብዚ ዘለናዮ ደረጃ እምብኣር ንሕና መንእሰያት ከም ሃዋርያ መድረኻዊ ሕቶ፡ ርግእ ኢልና ክንሓስብ ከድልየና እዩ። ኣስተንፍሶ ዘሎና ሓድሽ ንፋስ ዝበረኸ መድረኽ፡ መኸተምታ ደረት ናይ ዝጸንሐ ንኣስታት ዕስራ ዓመት ዝቐጸለ ተጻብኦ ወቕትን ልዳት ናይ ሓድሽ ብሩህ መጻኢ ዘርሓወ ዓበን እዩ። እዚ ሓያል ተጻዋርነት፡ ሪዚን ዋጋን ከበድ ሕሰምን ዝሓተተ ዝተዛዘመ ምዕራፍ፡ ዳምግይ ንጸገማትን ዘይተጸዓድነትን ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ከም ብርሃን ጽሓይ ዝኾልዐን ኣብ ዝሓየለ ደረጃ ዘሰጋገረን መድረኽ እዩ።

ኣብዚ ቐንያት እዚ፡ እቲ ንኣስታት ክልተ ዕቑድ ዓመታት ሓንጊዱ ዝጸንሐ ስምዒት ሕዋሳት ዓለምና ብዘዕባዚ ኤርትራ እትርከቦ ጎደቦ ቀርኒ ኣፍሪቃ ትሰፋውን ሰላማዊን መደረ



ክሀብ ምኽኣሉ እናተዘወተረ ይመጽእ ኣሎ። በዚ ድማ እቲ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ተጻዊዱ ዝጸንሐ ንምምብርኻኽ ዘንቀደ ናይ ምንጻልን ተጻብኦን ስትራተጂ ኣብቂዑ፡ እወጅ ኩናት ብወግዒ ተላዒሉ፡ ጅሆ ተታሒዙ ዝጸንሐ ናይ መወዳእታን ቀያድን ብይን ኣብ መስርሕ ትግባረ ይርከቡ።

ብተደጋጋሚ ይዝንቶን ጎሊሑ ይስማዕን ከም ዘሎ፡ ኤርትራ ከም ኣርቲተክት ሓቀኛን ዘላቕን ህንጸት ጎደቦ ቀርኒ ኣፍሪቃ! ኤርትራ ከም ድሕሪ ዝመጸትን ዳምግይ ልደት ኣፍሪቃ ዝተበሰረላ ሃገርን ዝብል ሰያመ'ውን ዳግም ይቃላሕ ኣሎ።

መጻኢ ዕድላትን ሓላፍነትን መንእሰይ ኤርትራ ኣብ'ዚ ሓድሽ መድረኽ እምብኣር፡ ዝያዳ ዝበርህ ግን ከኣ ብሓያል ጻዕሪ ዝቼባበጥ ይመስል። ከም'ቲ ኣብ ቐንያት ሓርነት ዝጋጠመ ረጽሚ ትጽቢትን ከውንነትን ንኣስታት 20 ዓመት ኣብ ዘይምኽኑይ ግዱድ ኲነት ኣይሰላም ኣይኲናትን ንሱ ዝፈጠሮ ጸቕጥን ዝጸንሐ ኣእምሮ መለሳ ክጸበ መንታዊ እኳ እንተኾኑ፡ እቲ መለሳ እቲ ኣብ'ቲ ዝተዋሕሰ ባይታ ሰላምን ምትሕብባርን ብምሉእ ርእሱምትእምማን ዝኣቶ ዕዮ ልምዓት እዩ።

ኑበሲ-ወከፍ መድረኽ ዝልለየሉ ናይ ግዜኡ ርእሱ ዕድላት፡ ብልጫታት ከም'ኡ'ውን ዝጸልውዎ ድኽመታትን ስግኣታትን ኣለውዎ። እንኣትዎ ዘሎና መድረኽ ድማ ዝሰፍሐ ጎደቦ ዘማእከለ ናይ ሰላምን ምትሕግጋዝን ባይታ ዝፈጥሮ ዕድላት፡ ንዜጋታት ናይ እዚ ጎደቦን ኩሎኡን ጀቢኡ ይብል ኣሎ።

እምበኸ እዚ ሓድሽ መድረኽ ዘጥህዶ ዘሎ ዝሰፍሐ ናይ ወፍሪን ስራሕን ዕድላት ንመን እዩ ዝያዳ ከርብሕ? ኣብ'ዚ ንእሽቶ ዞባዊ ዓውሎሚ፡ ካብ መንፈስ ሓብራዊ ረብሓ ከይርሓቐ፡ ካብቲ ዘሎ ረብሓታት ብርክኻ ብተወዳዳርነት ንምዕባይ ዘሎ ኩሉ መዳያዊ ድሉውነት እንታይ እዩ ዝመስል? ኣብ መንጎት ይኹን ኩሉ መዳያዊ ድሕነት ዜጋታት ክኽሰት ዝኽእል ስግኣት ብኸመይ እዩ ክንምከት? ,,,ወዘተ ዝብሉን ካልኦት ሕቶታት ግለ ኣብቶም ከምስሉ ዘለዎም ሕቶታት ኮይኖም፡ መንእሰይ ከም ቀንዲ ኣተግባሪ ኣካል ዝያዳ ሓላፍነት ክሰከም ሕጂ'ውን መድረኻዊ ግድነት ኣለዎ።

ግለ ካብቲ ኣብዚ ግዜ እዚ ዳምግይ ምስ ክውንነት ዝራጸም ትጽቢታት ከም መለሳ ዝጸንሐ ህይወት፡ ስራሕ ፈቲሕካ ምዝናይ፡ ወይ'ውን ኣብ ውልቃዊ ምርጫታትካ ምትኳር ክኸውን ይኽእል እዩ። እቲ ክውንነት ግን፡ ብዝልዓለ ብምጽማምን ብስራሕን ተፈጢሩ ካብ ዘሎ ዕድላት ዝልዓለ ረብሓ ምርካብ እዩ። ስለ'ዚ መንእሰይ ኣብ'ቲ ቀዳምነት ናይ ቀዳምነታት ዝኾነ ስትራተጂ ብምትኳር፡ ብቕዓቱ ብንቕሓት፡ ሞያን ትምህርትን ብዝልዓለ ክሃንጽ፡ ከይተዛዝየ ዓጸፉ ብምጽዓርን ብምፍራይን ብጽሒቱ ክዕቢ ከድሊ እዩ። ኣብ ባህያዊ ፍትሒ እቲ ጉንዖ ገጸበረከት ንዥብርሞ እዩ። ስለዚ ሃብርም ብምኳን ግንዖታት ዝሰፍሐ ዕድል ንምሕፋስ ብቕዓትና ንህጸ።

እቲ ጉዕዞ ከም ዝምዝከሮ ኣብዚ ዝሓለፈ ልዕሊ ፍርቂ ዘመን ኤርትራ ንዝተኣፍገ መሰላታ፡ ከቢድ ዋጋ ብምኽፋል ኢያ ዝሓንገደ ስምዒት ህዋሳት ማሕበረሰብ ዓለም ብምንቕቓሕ ኣውሒሳቶ፡ ሕጂ'ውን እቲ ኣብ ኩሉ መዳይ ንመሰልና ዘውሕስ ቀንዲ ደገል፡ ሓይልናን ብቕዓትናን ጥራይ እዩ! እዚ ሓያል ዋጋ ዝተኸፍሎ፡ ኣብ ናይ ዓመጽን ንውጽን ዓለም፡ ትሰፋው ገጽ ሓዚ ዝፍስ ዘሎ መንፈስ ሰላምን ምትሕግጋዝን ጎደቦና እምብኣር፡ ብቕዓትናን ጽንዓትናን ብዝልዓለ ንክርኢ ዝሓትት፡ ብዝበረኸ ጻዕሪ ዝቼባበጥ ዝሓሸ ዕድላት ዝኮመረ መድረኽ እዩ። ስለዚ ሃገራዊ መንእሰይ ኣብ ዘይመሰረታዊ ጉዳያት የማን ጸጋም ካብ ምባል ብምቑጣብ፡ እዚ ተፈጢሩ ዘሎ ዕድላት ናብ ረብሕኡ ንምውዓል ክሰርሕ ግዜ ዝጠልቦ ግድነት እዩ። ኣብ መለሳ ንምብጻሕ ዝተሰዋረ ምዕራፋት ከም ናይ ቃልሰን ምዕባለን ግድላት ኣብ ዝበረኸ ደረጃ ዘርኸቡናን ብጻዕሪ ኣብ መለሳ ዘለዎ ርህው ህይወት ክንበጽሕ ዘዓልወናን እዩ። በዚ ድማ ህሉው መንእሰይ፡ ካብዚ ትሰፋው ንፋስ ረብሓ ንምኽዕባት ዝበረኸ ሓላፍነት ክስከም ግድን ይኸውን።

ኣበባ መሓሪ

# ፋልማይ ጦብላሕታ ሰላም

## ቀዳም 7 ሓምለ 2018

ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)

ካብ ፎርቶ ቀጽሪ ሚኒስትሪ ዜና ናብ ማእከል ከተማ ወረድኩ። ኣስመራ ፍሉይ ትርኢት ክትለብስ ጸንሓትኒ። እተን ኣቐዲመን ስራሕ ዝጀመራ ማካይን ክፍሊ ተክኒክ ኣገልግሎት ኤለክትሪክ ካብን ናብን ክንቀሳቐሳ ርኣኹ። ኣብ ቅንያት 24 ግንቦት፡ መብራህቲ ጎደና ባንዴራን ዓበይቲ ባነራትን ካልእን ምስቃል እዩ ንቡር ስርሐን። ኣብታ መዓልቲ፡ኣብ ዘይንቡር ዓውደ ኣዋርሕ፡ ካብ ወሰን ጀሚረን ኣብ ኣዕኑድ መብራህቲ ጎደና ሓርነት፡ባንዴራ ኤርትራ ይሰቕላ ነበራ። ኣጋር ይኹኑ ሰብ ማካይን ነቲ ንጥፈት ግዲ ይገብርሉ ኣይነበሩን። ብስያፍ ጠሚቶም ንኣንፎም ይቐጽሉ። ጎደና ሰማእታት ከባቢ መናፈሻ ማእከል ከተማ፡ውሑዳት መራሕቲ ናይ ገዛ ማካይን ብሓጺር ደውታ ይጥምቱ።










“እንታይ ሓድሽ ጉዳይ ኣሎ?” ዝብሉ እንተዘይኮይኑ፡ ነበርቲ ከተማ ኣስመራ ከም ንቡር ስርሖም ወሲዶምዎ ይሓልፉ። ውሑዳትን ብቐረባን “ጽባሕ እንታይ ኣሎ ድዩ?” ዝብል ሕቶታት ከቕርቡ ይስምዑ። ኣባላት ተክኒክ ምምሕዳር ከተማ፡ማዕረ ባንዴራ ኤርትራ፡ባንዴራ ፈደራላዊት ደሞክራስያዊት ሪፓብሊክ ኢትዮጵያ ኣብ ዓንዲታት መብራህቲ ከተማ ክሰቕሉን ሓለፍቲ መገዲ ክዓጉን ሓደ ኮነ። እቲ ትርኢት ንምንቅስቓስ ዘድርኽ ካልእ ስእሊ ተቐየረ። ብዘይ ትጽቢታዊ ተግባር ፍሉይ ምንቅስቓስ ተፈጥረ። ብዙሕ ስምዒታት ኣብ ሓደ እዋን ተንጸባረቐ። በቲ ሃንደበታዊ ትርኢት፡ዝርእዮ ዝኽሕድ፡ ዕንድንድ ዝብል፡ዝፈዝዝ፡ካብ ኣዒንቱ ንብዓት ዝልሑኽ፡ተንበርኪኹ ንፈጣሪ ዘመስግን፡ ተጻጊዑ ዝስኣል፡ ቀባሕባሕ ዝብል፡ ናብ ሰማያት ኣንቃዕሪሩ ዝጥምት፡ ዝብሎ ጨኒቕዎ ስቕ ዝብል …መግለጺ ዘይብሉ ስምዒታት ይንጸባረቕ። መንእሰያት፡ ኣቦታትን ኣደታትን ተንቐሳቐስቲ ተሌፎን ከፊቶም፡ ይስኣሉ፡ ይድውሉ ይቕበሉ። ካብ ሓደ ኩርናዕ ናብ ካልእ ኩርናዕ እናተንቀሳቐሱ ይስእሉ። ስእሊ እታ ፍልይቲ ህሞት! ስእሊ ናይ’ታ ታሪኻዊት ዕለት፡ስእሊ ንታሪኽ ክሰነድ ተዓዚበኩ።

ኣብ ገጽ ነፍሲወከፍ ሰብ ዝነበረ ተነባቢ ስምዒት ጽምኣት፡ ህርፋን፡ ህንጥዩነት፡ ድሌት፡ ባህጊ፡ ሃረርታ… ሰላም ክንዲ ቓላት ይውክል ነበረ። እቲ ውዕውዕ ስምዒት ብቛንቋ ከም ዘይገልጾ ድሮ ተገንዚበኩ። ነባሪ ከተማ ኣስመራ ናብ ጎደናታት ሓርነትን ሰማእታትን ከም ጋሻ ውሕጅ ተኣኪቡ ዕወ። ምንቅስቓስ ህዝቢ ብዓይነትን ቁጽርን ጃር ጃር እናበለ ወሓዘ። ኣገልግሎት ተንቀሳቓሲት ተሌፎን ኣብ ምስግጋር ሓበሬታን ዘገርም ፍጥነታን ጎሊሑ ተራእየ። ቀጽሪ ናይ’ቲ ናብ ከባቢ ሜዳ ባሕቲ መስከረም ወረር ወረር ዝብል ሰብ ብዕጽፍታት ወሰኸ።

ስእልታት ፕረሲደንት ኤርትራ ኣቶ ኢሳይያስ ኣፍወርቅን ቀዳማይ ሚኒስተር ፈደራላዊት ደሞክራስያዊት ረፓብሊክ ኢትዮጵያን ዶክተር ኣብይ ኣሕመድን ዝደለዩ ሰባት፡ናብ ኣብያተ መሸጣ ክዳን፡ ስፖርትን መጻሕፍትን ይጓየዩ። “ፍቕሪ ስዒሩ!” ዝብል ጥቕስታት ፖስት ካርድ ዝሓዙ መንእሰያት ካብን ናብን ይወናጨፉ። ሕታም ምስሊ መራሕቲ ክልተ ሃገር ዘለዎ ካናቴራ ንምርካብ ሃሰውሰው ይብሉ። ኣውገት ቤት መሸጣ መጻሕፍቲ ባንዴራ ብዘገዝኡን ካናቴራ ብዝሓቱ ዓደግቲ ቅጽጽ በለት። ብጣስ ወረቐት ኣውጺአ ክጽሕፍ ተበጊሰ። ግን እንታይ ኢለ ክጽሕፍ?

“ብህይወት ከለና ነዚኣ ርኢና?!” ዕድመ ዝደፍኡ ኣቦ ኣድመጹ። ካብ ሰማንያ ዝሓልፍ ዕድመ ከም ዝነበሮም ኣካላቶም ይምስክር። ናብ’ተን ኣብ ፊት ካተድራል ዘንበልብላ ሰንደቕ ዕላማ እናንቃዕረሩ፡ምስ ውሽጦም የዕልሉ፡ ዘይስማዕ ድምጺ ካብ ምንቅስቓስ ከንፈሮም ርኣኹ። እቲ ኣስተንትኖ ምስ ውልቀ ህይወቶም ዝተኣሳሰር ይኸውን መን ይፈልጥ? ኣዒንተይ ካብኦም ኣቦ ከይኣለኹ ተንቀሳቓሲት ስልከይ ደወለት።

“ኣበይ ኣለኻ?” ኣሕጺሩ ሓተተኒ።

“ከባቢ ቤት መሸጣ መጻሕፍቲ ካተደራል” ብንጹር መለስኩሉ።

“መጻእኩ” ክብልን ኣብቲ ቦታ ጠበቕ ክብልን ሓደ ኮነ። ሚኪኤል ሃብተስላሰ (እረኛ)። ብማኪና ኤልያስ እዩ መጺኡ። ብሕጉስ መንፈስ ገጹ በሪሁ ነበረ። ኣከዳድናኡ’ውን ከምኡ። ሰንሰለት ኢድ ባንዴራ ኤርትራ፡ብቕድሚት ባንዴራ ኤርትራ ብድሕሪት ዓወት ንሓፋሽ ዘለዋ ቲሸርት እዩ ለቢሱ።

“ካናቴራ ናይ ክልቲኦም መራሕቲ ካበይ ክንረክብ ኢና” ከቢድ ሕቶ ኣቕረበለይ። ናብ ቤት ጽሕፈት ምምሕዳር ዞባ ማእከል ኣምራሕና። ኣይሰለጠን። ብቐጥታ ናብ ኣውገት ቀጸልና። ካናቴራ ኣይነበረን። እታ ዝዓበየት ባንዴራ ኤርትራ ዓደገ። ብድሕር’ዚ “እታ ካናቴራ ኣበይ ትርከብ ኣላ? መን ኣሕቲምዋ? መን ይዝርግሓ ኣሎ” ብዙሕ ሕቶታት እናሰማዕናን እናሓተትናን ናብ ከባቢ ካተድራል ተመለስና። ብሓበሬታ ፕና ካብ ከባቢ ጣባ ናብ ካምፖቦሎ ኣምራሕና። ህንጻ ኣልሓሸሚ ስግር ኢልና ኣብ...ቤት መሸጢ መጻሕፍቲ በጻሕና። ብእኡ ንብእኡ ዝሕተም ወይ ጅልብ ጥብስ ቅርብ ዝዓይነቱ ሕታም ካናተራ ክዳለው ጸንሓና። ሚኪኤል ንኹሎም ኣዕሩኽትና ብምባል ዓቐን ዓቢ ማእከላይ ንእሽተይ ሸሞንተ ህያብ ካናቴራ ገዝኡ። ተኸደንዎ ድማ። ኣዒንቲ ሓለፍቲ መገድን ሰብ ማካይንን ሰሓበ። ካብ ሃገረ ጀርመን ንዕረፍቲ ዝመጸ ኣጋይሽ ካብ ማኪና ወሪደን ምሳና ክሰኣላ ሓተታ። ስእሊ ፈለማ ስእሊ ድሮ፡ ስእሊ ክልተ መራሕቲ ሃገራትን ባንዴራ ኤርትራን ተወሰደ። ጎደናታት ኣስመራ ምቑጽ ወሰኸ። ጃርጃርታ ህዝቢ መልአ። ስምዒት ሓጎስ ኣብ ገጽ ነፍሲወከፍ ሰብ ጉሊሑ ተንጸባረቐ... መኣስ ኮን ትወግሕ! መንፈስ ሰላምን መንፈስ ሓጎስን ኣብ ደበና ኣስመራ ሓደረ። ዲያሪ ገንጺለ መዘክር ከስፍር ፈቲነ። ግን ብምንታይ ክገልጾ?

***

... ሰንበት 08 ሓምለ 2018።

ክልተ ጉጅለ ጋዜጠኛታት፡ ሰኣልቲ፡ ኤዲተርን ኣባላት ተክኒክን ዝሓዛ መካይን ካብ ቀጽሪ ሚኒስትሪ ዜና ንስራሕ ተዋፈራ። መደብ ስራሕ ካብ ኣህጉራዊ መዓርፎ ነፈርቲ ኣስመራን ማእከል ከተማን ቀጥታዊ ፈነወ ንምዝርጋሕ እዩ ኔሩ። ነናብ ሸነኽና ተበገስና።

ወጋሕታ ናብ ጎደናታት ዝወጸ ነባሪ ከተማ ኣስመራ ካብ ጫፍ ናብ ጫፍ ቦታ ንምሓዝ ይግስግስ። ስሙር እልልታን ጣቕዒትን ሸዑ ንሸዑ ብዝተደርሰ ደርፍታት ከም ዕሙር ጓይላ ይሰማዕ።

“ ኣበይ ድኣ ኔርኪ ሰላመ









ክደልየኪ ‘ምበር ከሪመ

“እዝጊ ዓዲልና ነዚ ርእና

“ነዚ መን ይረኽቦ እዝጊ’ዝሃቦ

ኑቲ ፍጡን ድርሰት ደርፍታት ወሪድና ከነስተማቕር ዕድል ኣይረኸብናን።

መገድና ናብ ኣህጉራዊ መዕርፎ ነፈርቲ ኣስመራ ነበረ። ብመዓስከር ደንደን ብባር ዳኣስታ ተዓጺፍና ናብ መዕርፎ ነፈርቲ ኣስመራ ክንሰግር ከም ዘይንኽእል ስለ ዝገመትና፣ንድሕሪት ተመለስና። ብኣልሲኮሞሮስ ተጠምዚዝና ክሳብ ህንጻ ጻዕዳ ገዛ በጺሕና፣ብሓገዝ ትራፊክ ፖሊስ ናብ ቀንዲ ጎደና ተሓወስና። ቀጽሊ ዝሓዛ ኣረጋውያን ኣደታት፣ደርጎስጉስ ዝብሉ ኣቦታት፣ ኣብ መንእሰያትን ማእከላይ ዕድመ ዝርከቡ ሰባትን… ተኸኽ ብዝብል ውዑይ ስምዒት፣ድሙቕ እልልታ፣ምቁር ድምጽታት፣ምኡዝ ቃናታት… ምኽዋል ዘይብሉ ሓቀኛ ስምዒታት ክውሕዝ ኣስተብሃልኩ። ቈልዑ፣መንእሰያት፣ማእከላይ ዕድመ ኣቦታትን ኣደታትን ዕድመ ዝደፍኡ ሽማግለታት፣ኣብ ዓረብያ ዝተሰቕሉ ስንኩላንን ሰብ ምርኩስን… ብሓባር ነበሩ። ኣብ ገዛ ‘መን ተረፈ?’ ዘየሕትት ኣይነበረን። ኑቲ ዝርእየ ክጽሕፍ ተበጊሰ። እንታይ ኢለ እየ ክጽሕፍ?

ኣብቲ ነዊሕ ጎደና ካብ ፋብሪካ ኦሞ ክሳብ መዕርፎ ነፈርቲ ኣስመራ ዝተዘርግሐን ንጽሓያዊ ጽዓት ዝተተኽለን ኣዕኑድ መብራህቲ፣ ባንዴራታት፣ናይ እንቋዕ ድሓን መጻእኩም ጥቕስታትን ጭርሖታት ሰላምን ተሰሊሙ ጸንሓና። ካብ ገፌሕ ናብ ጸቢብ ዝተቐየረ ትርኢት፣ ኑቲ ከባቢ ፍሉይ ግርማ ኣልበሶ። ያታዊ ጉጅለ ባህሊ ዞባ ማእከል፣ ገዳይምን ተካእትን ስፖርተኛታትን ወከልቲ ትሸዓተ ቋንቋ ኣደታት፣ ዕምበባ ዝሓዙ መንእሰያት፣ኣብ ቀጽሪ ኣህጉራዊ መዕርፎ ነፈርቲ ኣስመራ መስርዖም ሓልዮም ይጽበዩ። ናይ ነዊሕ ሰዓታት ምቕርራባትን ሰፊሕ ግዜ ምውዳብን ዝተኻየደሉ ሰልፊ እምበር፣ ኣብ ኣፋን ዕርበታን ዝተሓበረ መደብ ምትእኽኻብ ኣይመስልን - ብቓሕታ ንሰላም ዝተኣከበ ሰለማዊ ህዝቢ! ኑቲ ዝርእዮ በታ ብተንቀሳቓሲት ስልኪ ክስእሎ ጥራይ ፈተንኩ።

***

## ኣብ ውሽጢ ኣህጉራዊ መዕርፎ ነፈርቲ ኣስመራ…

ጎልጎል መዕለቢ ነፋሪት ናይ ገዛእ ርእሱ ድምቀት ሒዙ ጸንሓና። ናይ ክብሪ ሳጹን ጣውላ መራሕቲ ሃገራት ኣብ ማእከል ተተኺላ፣ ባንዴራ ኤርትራን ኢትዮጵያን ተንበልብል። ቀይሕ መንጸፍ ብርቡዕ ኩርናዕ ተዘርጊሑ፣ንወግዓዊ መስመር መገዲ የመልክት። ኣርባዕተ ጉጅለ ዘቈመ ባንድ ምረሻ ቦታኦም ሓዙ። ሰራሕተኛታት ምምሕዳር ኣቭየሽን፣ መሃንድሳት፣መራሕቲ መካይንን ትራፊክ ነፋሪትን… ናብ ቅድሚት ገጾም ኣምርሑ።

ሰዓታት ዕልባ ነፋሪት ቀረበ። መገዲ ኣየር ኢትዮጵያ ኣብ ሰማያት ኣስመራ ኣንሳፈፈት።

ነፋሪት ቦይንግ 737-800 ኣብ መንሃሪ ጎልጎል ዓለበት።

ቐጥታ ፈነወ ኣተና።

“ሎሚ ድሕሪ ዕስራ ዓመት ነፋሪት መገዲ ኣየር ኢትዮጵያ ንሰማያዊ ክሊ ኤርትራ ሰጊራ ኣብ ኣህጉራዊ መዕርፎ ነፈርቲ ኣስመራ ዓሊባ” ብምባል ሪፖርት ጀመርኩ። “ድሕሪ 20 ዓመት ፋልማይ መራሕ ሃገረ ኢትዮጵያ ናብ ኣስመራ ይበጽሕ ኣሎ። ድሕሪ 20 ዓመት ሎሚ ወርቃዊ ታሪኽ ይፍጸም ኣሎ። ሎሚ ድሕሪ ዕስራ ዓመት ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ንኣትው ኣሎና” ኣበሰርኩ። መሳርሕተይ ጋዜጠኛ ሰልሓዲን ሑሴን ብቛንቋ ዓረብ እናገለጸ፣ናብ ሰማያት ኤርትራ ጠመትኩ። ኣብቲ ደበና ገለ ክጽሕፍ ተሃንጠንኹ። እንታይ ኢለ ክጽሕፍ?

ኣብ ቅድሚ ዓይነይ ማእለያ ዘይብሉ ትርኢታት ዕስራ ዓመት ተሳእለ። ስምዒታተይ ንምቁጽጻር ዓቕሚ ሰኣንኩ። ፍሉይ ነዝዝታ ኣብ መላእ ኣካላተይ ወረረ። ንዘረት ደመይ ክቕልጥፍ ተፈለጠኒ። ዋላ’ኳ ከም ኩሉ ሰብ ኑቲ ዝፍጠር ዝነበረ ምዕባለታት ኢትዮ-ኤርትራ ይከታተሎ እንተነበርኩ፣ ብኸምኡ ቅልጣፈ ተግባራዊ ዝኸውን ኣይመስለንን። ካብ ወርሒ መጋቢት ክሳብ ሰነ ዋሕዚ ሓበሬታ ክልተኣን ሃገራት ነይሩ እዩ።

“ሓቂ ድዩ ተደናጊረ?” ዝብል ሕቶ ኣይገደፍኩን። ፕረሲደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ናብቲ ነፋሪት ኢትዮጵያ ዝነበረቶ ቦታ መውረድ ተሳተፈርቲ ገጹ ኣምርሐ። ኣብ ገጹን ምንቅስቓሱን ፍሉይ ነጸብራቕ ሓጎስ ተዓዘብኩ። ነፋሪት ተኸፍተት። ኣባላት ጸጥታ ኢትዮጵያ ወረዱ። ዶክተር ኣብይ ብፍሽኽታን ሓጎስን ወረደ። ምስ ፕረሲደንት ተሓቛቝፉ። እቲ ኣብ መንጎ ክልተ መራሕቲ ዝነበረ ውዑውዕ ስምዒት - ንምግላጽ ቃላት ጸንቀቕኩ።

ድሕሪ ዕስራ ዓመት መዛሙር ክልቲኣን ሃገራት ብሓባር ተዘመረ። ሕልሚ ዝጥዕም ቃና ኣብ ውሽጠይ ክደጋገም ተፈለጠኒ። ሓይሊ ሰላም ከቢድ እዩ። ርዝነቱን ዕምቈቱን ብቐሊል ኣይብጻሕን። መድረኽ ሰንፈላልን ኮንተ ኩናትን ጾር ልቢ ኮይኑ ዓመታት ጸኒሑ። ብውሽጠይ “ብሓቂ ሰላም ኩኑ!” ደጊመ ኣድመጽኩ።

***

### ዘይግለጽ ስምዒት ህዝቢ ኣብ ጎደናታት ኣስመራ

እቲ ካብ ቀጽሪ መዕርፎ ነፈርቲ ኣስመራ ንሜዳ ባሕቲ መስከረም ሰጊሩ ካብ እግሪ ሚዛን ተመሊሱ ክሳብ ከባቢ ቤተ መንግስቲ ዝተዘርግሐ ብዝሒ ህዝቢ፣ን24 ግንቦት 1991 ዘዘኻኽር እዩ ኔሩ። ክልተ ወሰን ጽርግያ ወይ መገዲ ኣጋር ህዝቢ መሊኡ። ኣብ ልዕሊ ኣባይቲ ዝተሰቕሉ፣ኣብ በረንዳ ኮይኖም ዝርእዩ፣ኣብ ገረብ ሽባኻ ዝሓኹሩ፣በበይኑ ዓይነት ኣልባሳት ባንዴራ ኤርትራ ዝተኸድኑ፣ስእሊ ርግቢ ሰላም፣ስእሊ መራሕቲ ክልተ ሃገር ዝሓዙ … መራሕቲ ሃይማኖት ቈልዑ ኮተተታት መንእሰያት ማእከላይ ዕድመን ኣረጋውያንን … ታሪኻዊ ፍጻሜ እዩ ኔሩ። ነባሪ ህዝቢ ከተማ ኣስመራ ክንድ'ዚ ይበጽሕ ድዩ ዘዮብል ኣይነበረን። ብዓቢኡ ህዝቢ ሓጎሱ ክገልጽ ዘስምዖ ድምጽታት እልልታን ፋጽያን ናብ ካልእ ዓለም ዘወስድ ተመስጦ ፈጢረለይ። ውቁብ ናይ ሓጎስ ሕብርታት፣መጠን ዝሓልፎ ምንቅስቓሳት፣ምንብልባል ባንዴራታት፣ስእልታት ሰላም ተምሳላት ፍቕሪ ዝገልጹ ኣሳእል፣ ልዕሊ ኹሉ“ፍቕሪ ስዒሩ! ሰላም ኮነ” ዝብላ ጭርሖታት ንዓይነይ ስሓብአ። ፍቕሪ ንኹሉ እዩ ዝስዕር!

እቲ ፍሰት ህዝቢ ድምጺ ጎደናታት፣ካብ ኤክስፖ ክሳብ ፊያት፣ ናቕፋ ሃውስ፣ፒያሳ ከባቢ ሽዱ፣ ሲነማ ሮማ፣ሲቲ ፓርክ ዝነበረ ጸጕሪ ርእሲ ዝኾነ ህዝቢ በቲ ሓደ ጭውነቱን ጸጥትኡን ድማ በቲ ኻልእ ዘገርም ነበረ። ከምኡ ዓይነት ናጻ ምንቅስቓስ ተረኺቡ ኣይኮነን። እቲ ብውልቀን ናይ ሓባር ጭርሖታትን ሰላም ኢትዮ-ኤርትራ ዝያዳ ስምዒት ይቕስቅስ። ሕብረተሰብ ኤርትራ ሰላማውን ደላይ ሰላም ምዃኑን የመልክት። መራሕቲ ሃገራት ብጽቕጥቕጥ ይሓልፉ። መሕለፍ መካይን ዝኸልእ ጻዕቂ ህዝቢ ሰላምታኡ ይልግስ። ጎደናታት ኣስመራ መቓልሕ ሰላም ዝመልስ ዳግማይ ናጽነት ዝረኸበ መሰለ። ነቲ ኣብ መዓልቲ ሰላም ዝተራእየ ናይ ሰላም ማዕበል ክቐርጽ ፈተንኩ።? እንታይ ኢለ'ሞ ክጽሕፍ?

***

### ድሕሪ 20 ዓመታት ቃላት ኢትዮጵያውያን ኣብ ቃል መሕትትን መደረን…

ኣብ ቀጽሪ ቤተ መንግስቲ ኤርትራ ዝነበረ ካልእ ሓጎስ'ውን ንባዕሉ ናብ ካልእ ዓለም ዘወስድ ስምዒት ነበሮ። ማይክሮፎን ዘርጊሕና ዝኣኩብናዮ ቃል ምስክነት ሰላም'ውን ናብ ቀለም ብርዒ ዝሰግር ኣይነበረን።

*“… ንህዝቢ ኤርትራ፡ሚሳይል፡ ታንክ፡መዳፍዕን ካልኦት ኣጽዋርን ሒዞ ዝመጸና ሰብ ኣየፍርሓናን እዩ፡ኣይሰዕረናን'ውን። ፍቕሪ ሒዞ ዝመጸ ግን ዓጸፋ ፍቕሪ ንመልሰሉ። ፍቕሪ ሒዝካ ብምምጻእ ካብ ፍቕሪ ጽልኢ ክንስዕሮ ኢና' ኢሎምኒ። ህዝቢ ኤርትራ ፍቕሪ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ሰላም እዩ”* ዶክተር ኣብይ ኣሕመድ።







*"ናይ ህዝቢ ኤርትራ ደሴት ንሰላም ጎደናታት ኣስመራ እዩ መስኪሩዎ። ናብ ሓድሽ መድረኽ ንኣትው ኣለና። ዕስራ ዓመት ንዝተኸሰረ ብሉጽ ዕድላት ክንክሕስ ዓቢ ስራሕ ይጸበየና ኣሎ"* **ሚኒስተር ወጻኢ ጉዳያት ኢትዮጵያ ዶክተር ወርቅነህ ገበየሁ።**

*"ውዑኦም ዘጥፍኡ መንእሰያት፡ዝዕልላ ጎራዙ፡ ዝምርቑ ኣቦታት፡ መሬት እናሰዓማ ዘመስግና ኢደታት ርኢናየን። እዚ ዝተጎስጐሰ መደብ ኣይኮነን። ኣብ ውሽጢ ልቢ ዝጸንሐ ደሴት ሰላም እዩ። ውሽጣዊ ፍቕሪ ብምዃኑ፡ብልክዕ ክርኣይ ክኢሉ። በብዝኸድናዮ ጐደናታት ፍቕሩ ገሊጸልና። ስለዚ ነዚ ፍቕሪ ዝኾነ ህዝቢ ኤርትራ ከመስግኖ ጥራይ እየ ዝደልይ"* **ኣቶ ፍጹም ኣረጋ፡ ጠቕላሊ ሓለቓ ስታፍ ቤት ጽሕፈት ቀዳማይ ሚኒስተር ኢትዮጵያ።**

*"ህዝቢ ኤርትራን ህዝቢ ኢትዮጵያን ይትረፍ ን20 ዓመት፡ንዓሰርተ ደቓቕ ክፈላለዩ ዘይግብኦም ዝነበሩ ህዝብታት እዮም። ... ኣስመራ ጻዕዳ ትብሃል ኔራ። ህዝቢ ኣስመራ ሕጂ'ውን ጻዕዳ እዩ። ክግለጽ ዘይክኣል ፍቕሪ ኣርኢዩና። ጽምኢ ሰላም ኣርእዩና። እዚ ስምዒት እዚ ኣብ ህዝቢ ኢትዮጵያ'ውን ኣሎ። ስለዚ ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ምእታውና ዘሐጉስ እዩ"* **ወ/ሮ ከርያ ኢብራሂም፡ ኣኽርያ ኣስመራ ተወሊዳ ብህጻና ናብ ማእከል ኢትዮጵያ ዝኸደት፡ ኣፈኛ ቤት ምኽሪ ፈደሬሽናት።**

*"ህዝቢ ኤርትራ ፈቓርን ሓዳግን እምበር ቂምተኛ ኣይኮነን። ህዝቢ ዓፋር'ውን ነዚ ሰላም ክሰርሓሉ፣ሓያል ደሴትን ናፍቖትን ኣለዎ። ክልተኡ ህዝብታት ብሰላምን ፍቕርን ቀሲኑ ክነብር እዩ"* **ኣቶ ሓጅ ስዩም፡ፕረሲደንት ክልል ዓፋር ኢትዮጵያ።**

*"ህዝቢ ኤርትራ ትርጉም ሰላም እዩ ኣርእዩና"* **ወ/ሮ ሙፈርያት ካሚል ኣፈ ጉባኤ ፓርላማ ኢትዮጵያ።**



"እዚ ሰለማዊ ማዕበል እዩ። ኣብ ህይወተይ ከምዚ ርእየ ኣይፈልጥን እየ። እንቋዕ ነዚኣ ኣርኣየና"- **ጋዜጠኛ ተለቪዥን ኢትዮጵያ ኣብዲ ካሚል።**



**ኣብ'ቲ ናይ ክልተ መዓልቲ ወግዓዊ ምብጻሕ ኣብ መንበሪ ገዛ ፕረሲደንትነ፡ዑደት ናብ ምብራቓዊ ኣጻድፍናይ ድራር ግብጃ ኣብ ኣዳራሽ ምምሕዳር ከተማ፡በዓል ሓሙሽተ ነጥቢ ወግዓዊ ስምምዕ ኮታ ኑቲ ኣብ ምቕባልን ምፍናውን ዝነበረ ስምዒታት ሓጎስ ክጽሕፎ ሓሊኑ።**

**"ቀይሕ ባሕሪ ቀለም እንተዝኸውን እዚ ኩሉ ዕጽዋትን ኣግራብን ድማ ብርዒ እንተዝቕየር፡ ነዚ ስምዒት እዚ ክገልጾ ኣይምኸኣለን" ብኸመይ እሞ ክግለጽ እዩ?**

## ጦብላሕታ መወዳእታ ኑቲ ዘይውዳእ ስምዒት

**ሓሙሽተ ህዋስ ህዝቢ ኤርትራ ንሰላም ኣንጸባሪቑ። ብቛንቋ ሓቂ ናይ ውሽጡ መስኪሩ። በቲ ክግለጽ ዘይክኣል ገለጹ። ካብኡ ንላዕሊ ንምግላጽ ቃላት ኣይርከቡን። ሰላም ብርሃን እዩ። ሰላም ተስፋ እዩ። ሰላም መገዲ እዩ፡ሰላም ጉዕዞ ሰላም ምዕራፍ ምዕባለ እዩ። ሰላም መኩርኩር ልምዓት እዩ። ሰላም ቀሱን ኣእምሮን ርጉእ መንፈስን ዝፈጥር ሓይሊ። ሰላም ኩሉ እዩ። ማዕረ ትርጉሙ ዋጋኡ ከኣ ከቢድ እዩ። ንሰላም፡ እቲ ዕስራ ዓመት ብዙኑተ ኩናት ዝሓለፈ ሕብረተሰብ ኤርትራ እዩ ዘስተማቕሮ። ስለዝኾነ ከኣ እዩ እቲ ዘይውዳእ ባህግታቱ ብዘይግለጽ ስምዒታቱ ከንጸባርቖ ዝፈተነ። ዘይሃሰስ ጦብላሕታ ኣብታ ታሪኻዊት ዕለት - "ንህዝቢ ኤርትራ ዝግብኦን ዝዓበየ ጻማን ሰላም እዩ ረኺቡ" ብእትብል ቃል ዛዘምኩ። ኑቲ ዘይውዳእ ጦብላሕታ ምእንቲ ክውድእ!**

# ተራ ሰላም ኣብ ዕድላት መንእሰያት ቀርኒ ኣፍሪቃ

*መለስ ንጉሰ*

እዚ ኣብ ዞባና ተፈጢሩ ዘሎ ሓድሽ ናይ ሰላም ሃዋህው ንርሁው መጻኢ መንእሰያት ቀርኒ ኣፍሪቃ ዓቢ እጃም ከምዘለዎ ዘሰሓት ኣይኮነን። መንእሰያት ኣፍሪቃ ካብ ሃገሮም በሪሮም ናብ ኤውሮጳ ንምስጋር ብኡ ኣቢሎም ናብራኦምን መጻኢ ዕድሎምን ውሑስ ንምግባር ናይ ዓቕሊ ጽበት ተበግሶታት ክገብሩ ጸኒሖም። ናይ ከባቢኦም ዘርገት ሰላምን ርግኣትን ምኽንያት ጌሮም ስደት ካብ ዘቛምቱ መዋእል ኣሕሊፉ'ሎ። ነቲ ርኡይ ዝመሰል ጸገማቶም ንምፍታሕ ኤውሮጳዊ ሕብረትን ዓለምለኻዊ ማሕበር ስደተኛታትን፡"ዝግበር ነገር የለን" ወይ ድማ "ንገብሮ ጠፊእና" ካብ ዝብሉ እውን ነዊሕ ኮይኑ'ሎ።

እዞም ብዘይውሑስ ኣገባብ ካብ ሃገሮም ተበጊሶም ዝነበሮም ንብረትን ካልእን ሸይጦም ንሰሚን ኣፍሪቃ፡ ብምድረበዳን ሆሮርማን ኣቢሎም ብማእከላይ ባሕሪ ናብ ሃገረ ጥልያን ክሰግሩ ዝፍትኑ መንእሰያት ከቢድ ዋጋ ከፊሎም እዮም ዝስደዱ ወይ ንኤውሮጳ ዝበጽሑ። እዚ ዛንታ'ዚ ዜና ዘይኮነስ ኣብ ኩሉ ሰድራ ዝኣተወ ታሪኽ ኮይኑ ተመዝጊቡ'ሎ። እዚ ታሪኽ እዚ ታሪኽ ኣፍሪቃ ጥራይ ዘይኮነስ ታሪኽ መንእሰያት ምሉእ ዓለም እውን እዩ።

ብመሰረት ጸብጻብ ውዱብ ሕቡራት ሃገራት ኣብ'ዘን ዝሓለፋ 15 ዓመታት ካብ ምሉእ ዓለም 244 ሚልዮን ስደተኛታት ናብ ኣውሮጳን ኣሜሪካን ተሰዲዶም። ካብ'ዞም 244 ሚልዮን እቶም 34 ሚልዮን ጥራይ እዮም ካብ ኣፍሪቃ ተሰዲዶም። እዚ ማለት 14% ካብ ምሉእ ዓለም ማለት'ዩ። እዚ ጸብጻብ እዚ ናይ 2015 እዩ። ጉዳይ ስደተኛታት ክልዓል እንከሎ ዝበዝሑ ኣፍሪቃውያን መንእሰያት ጥራይ ዝስደዱ እዩ ዝመስለና፡ጸብጻባት ኣብ ንፍትሸሉ እዋን ግን ብዘገርም ኣጋጣሚ እቲ ቑጽሪ ዓይኑ ኣፍጢጡ ሓቂ ክነግር ይጸንሓና። ይኹን እምበር፡ እዚ ቁጽሪ ኣፍሪቃውያን እውን ውሑድ ኣይኮነን። ዋላኳ ካብ ምሉእ ኣፍሪቃ ኢልና እንተተዛረብና እቲ ብርክት ዝበለ ቀጽርስ ካብ ቀርኒ ኣፍሪቃ እዩ። ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብዘጸንሐ ውሽጣውን ግዳማውን ህውከት፡"ህይወተይ ከውሕስ" ብዝብል ምኽንያት ነቲ ስደት ምኽንያታዊ ክገብሮ ክኢሉ እዩ። ጸብጻብ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ከምዘነጽሮ ድኽነትን ምስኣን ዕድላት ስራሕን ንመንእሰያት ዓለም ናብ ስደት ከምዘምርሖም ይሕብር።

መብዛሕቶም መንእሰያት ኣፍሪቃ ብማእከላይ ባሕሪ እዮም ናብ ኤውሮጳ ዝሰግሩ። ኣብ ሓንቲ ዘይብቅዕቲ ጃልባ ተሳፊሮም ህይወቶም ኣብ ሓደጋ ኣንቢሮም እዮም ዝሰግሩ። ኤውሮጳዊ ሕብረት ከምዝሕብሮ ሓደ ስደተኛ ካብ ሊብያ ንሃገረ ጣልያን ብዘይ ሕጋውን ብዘይውሑስን ኣገባብ ንምስጋር ናብታ ካብ ዘንቢል ዘይትሓይሽ ጃልባ ንምስፋር ካብ 3 ሽሕ ዩሮ ክሳብ 5 ሽሕ ዩሮ ይኸፍል። እዚ ማለት ካብ ሃገሮም ክብገሱ እንከለዉ ክሳብ ሊብያ ዝበጽሑ ዘጥፍእዎ ገንዘብ ተወሳኺ ማለት እዩ። መብዛሕቶም ስደተኛታት ኣብ ሊብያ ምስ ኣተዉ ነቲ ንኤውሮጳ መሰጋገሪ ዝኾኖም ገንዘብ ከዋህልሉ ናይ ህይወት መስዋእቲ ከይተረፈ ብምኽፋል እዮም ዝኣትውዎ።

ኤፋም ኣዎ ደሺ ዝተባህለ ጋዜጠኛ 'ኣፍሪካን ሪነዋል' ዝተባህለት መጽሔት ከምዘስፈሮ፡ሓደ ኣሞዱ ዝተባህለ ሰኔጋላዊ ምስ ወዲ 16 ሓዉ



Migrants from Africa and elsewhere rescued from a smuggler's boat by an Italian naval ship in the Mediterranean. UNHCR/A. D'Amato

ንሊብያ ከይዱ'ሞ ዘይሰለጦ ረኺቡ ነበረ። ኣሞዶ ብዘይ ሕጋዊ ኣገባብ ካብ ሰኔጋል ንሊብያ ምስኣተወ፣ካብ ሊብያ ብማእከላይ ባሕሪ ናብ ሃገረ ጣልያን ንምስጋር ገንዘብ ስለዝወድኤ ስራሕ ጀሚሩ። ደሓን ገንዘብ ኣብ ዘዋህለሉ ግዜ ሓዉ ኣብ ማእከል ከተማ ሽፋቱ ረኺቦም ገንዘብ ሃበና ይብልዎ'ሞ፣ነቲ ደም ርሂጹ ዘምጽኦ ገንዘብ ምስከልኦም ቀቲሎም ነቲ ገንዘብ ሒዞሞ ተዓዚሮም። ኣሞዶ ሓዉ ኣጥፊኡ በይኑ ተረፈ። ስድርኡ ነቲ ዘሕዝን ዜና ምስ ሰምዑ ንኣሞዶ ናብ ሃገሩ ክምለስ ለመንዎ። ኣሞዶ ግን ኣቕበጾ። ጋዜጠኛ ኤፋም ንምንታይ ኢሉ ሓተቶ።

"ንሕና ካብ ሃገርና ዝተሰደድና መነባብሮ ስድራና ከነመሓይሽ ኢልና ኢና። ክንነቅል እንከለና ናይ ስድራና ዝነበራ ኣባጊዕ ብምሉኣን ሼጥና 'ምስ ሰገርና ክንክሕሰኩም' ኢልና ኢና ተበጊስና ሕጂ ጥራይ ኢደይ ሓወይ ኣጥፊኤ ከመይ ኢለ ይምለሶም?" ክብል መሊሱ። እዚ ናይ ኩሎም ኣፍሪቃውያን ስደተኛታት ዛንታ'ዩ።

ኣብ 2015 ዓመተ ምህረት 171 ሽሕ ስደተኛታት ካብ ሊብያ ንዓዲ ጥልያን ኣትዮም። ኣብ'ታ ቅድሚኣ ዝነበረት ዓመት ከኣ 170 ሽሕ ስደተኛታት። እዚ ግን ብዘይ ዋጋ ኣይነበረን። ኣብ 2014 ካብ'ቶም ክሰግሩ ዝፈተኑ ስደተኛታት፣ 3,279 ናይ ሞት ሓደጋ ጒኒፍዎም፣ኣብ 2015 ድማ 3,777 መንእሰያት ሞይቶም። ኣብ 2016 እንደገና 5,085 ኣፍሪቃውያን ናይ ሞት ሓደጋ ገጢምዎም። ካብ ኣፍሪቃ ብማእከላይ ባሕሪ ካብ ዝሰግሩ ብዝሒ ስደተኛታት ብቐደም ተኸተል ሃገራት ኢትዮጵያ፣ ኤርትራ፣ ሱዳን፣ ሶማል፣ ናይጀርያ፣ ጋምቢያ፣ ኣይቨሪኮስት፣ ጊኒ፣ ማሊ፣ ሰኔጋል፣ ብውሑድ ቁጽሪ ድማ ጋና ይርከብኦን።

ነዚ ዘይሕጋዊ ስደት መንእሰያት ንምንካይ ኣውሮጳዊ ሕብረት ናይ ገንዘብ ድጎማ ንሃገራት ኣፍሪቃ ይህብ እዩ። ዝቕበላ ኣለዋ ዘይቅበላ እውን ኣለዋ። ይኹን'ምበር እቲ ዋሕዚ ክንክኢ ኣይከኣለን ጸኒሑ። እቲ ገንዘባዊ ሓገዝ መንእሰያት ኣብ ሃገሮም ናይ ስራሕ ዕድል ክኽፈተሎምን መጻኢኦም ኣብ ሃገሮም ከውሕሱ ዘኽእል ተባሂሉ ዝተሓለነ እዩ። ካብ ኣፍሪቃ ኢትዮጵያ፣ኒጀር፣ናይጀርያ፣ ማሊን ሰኔጋልን ኣብ ስደተኛታት ዘተኮረ ፖሊሲታተን ከዐርያን ጸገማት መንእሰያት ክፈትሓን ዝተለገሰለን ገንዘብ እዩ። እታ ቀዳመይቲ ገንዘብ ክትቅበል ዝፈረመት ሃገር ማሊ እያ። 141.1 ሚልዮን ዩሮ ገንዘብ ተቐቢላ።

ነቲ ካብ ኩሉ ዓለም ዘውሕዝ ዘሎ ስደተኛ ብፍላይ ስደት መንእሰያት ግን ብገንዘብ ምወላ ደው ዝብል ኣይኮነን። ደው ክብሎ ዝኽእል ንቐሓት ናይ'ቲ መንእሰይን ምኽፋት ዕድላት ስራሕን እዩ። እዞም ዕድላት እዚኦም ድማ ምስ ሰላምን ምርግጋእን ሃገራት ተሳንዮም ዝኸዱ ብምዃኖም ናይ ሰላም ሃዋህው ንኹሉ ዘርግእ ብፍላይ እቲ ተረካቢ ሃገር ዝኾነ መንእሰይ ዝያዳ ናብ ሃገሩ ከተኩር ዝገብር እዩ። መንእሰያት ዝላ ብዘይ ጃንጥላ ናብ ሃገራት ኤውሮጳ ዘበግሶም ዘሎ ፍርሒ መጻኢ እዩ። እቲ መጻኢ ደበንገረ ዝተሓወሶ ጽልግልግ ኮይኑ ይርኣዮም እሞ፣ ነዚ ንምስጋር ሃገር ክገድፉ ይግደዱ። ባዕሎም ነቲ መጻኢ ኣብ ሃገሮም ክፈጥርዎ እንተኾይኖም ድማ ዞባውን ኣህጉራውን ሰላም የድልዮም። ኔው ከይከድና ኣብ ዞባና ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ምስ እንጥምት፣ እዚ ዞባ'ዚ ካብ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ምባሉ ዞባ ቀርኒ ሽይጣን ኮይኑ እዩ ጸኒሑ። በዚ ሕጂ ተፈጢሩ ዘሎ ሰላምን ምርግጋእን ግን እቲ ንቡር ኣካይዳን ውሑስ ህላወን ክምስረት ባይታ ተኸፊቱ ይርከብ።

ሃገራት ዝነበረን ጽልእን ቅርሕንትን ከምኡ እውን ፖለቲካዊ ዘይምቅዳው ፈቲሐን ዝነበረን ጽልኢ ብይቕሬታን ሕድገትን ገዲፈን ሕሉፍ ምዕራፍ ብምዕጻው ናብ ዝሓሸ ኩነታት ሰላምን ርግኣትን ኣቢለን ኣለዋ። እዚ ተበግሶ እዚ ድማ ንመንእሰይ ኣፍሪቃ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ቀርኒ ኣፍሪቃ ድማ ብፍሉይ ዓቢ ብስራት እዩ። ከምቲ ዶባት ሃገራት ተራሕዩ ዘሎ ኣብ ውሽጢ መንእሰያት ዘዕገርግር ዘሎ ዝተፈለለየ ሕንጻጻትን ግርዶታትን እውን ክእለ ኣለዎ። እዚ ተሃድሶ እዚ ንብሩህ መጻኢ መንእሰያት ርሒብ ኣንፈት እዩ።



# ሓድሽ ዓመት ትምህርቲ

## ኣብ ሓድሽን ትስፉውን ሃዋህው

ተመሃሮን መማህራንን ድሕሪ ክረምታዊ ዕረፍቲ ዳግም ናብ መኣዲ ትምህርቲ ተመሊሶም፡ ሓድሽ ዓመት-ትምህርቲ ኣብ ዝጅመርሉ ወቕቲ ኢና ዘለና። እዚ ሓድሽ ዓመት ትምህርቲ'ዚ፡ ካብ ናይ ቅድሚ ሕጂ ዓመታት ትምህርቲ፡ ኣብ ዝተፈልየ ሃዋህው ዝጅምር ዘሎ ብምዃኑ ፍሉይነት ኣለዎ።

ናይ ሎሚዘበን ዓመት-ትምህርቲ፡ ህዝቢ ኤርትራ ነዊሕን ጽንኩርን ናይ መኸተ እዋን ኣሕሊፉ፡ ብጽንዓቱ፡ ን20 ዓመታት ኣብ ቅድሚኡ ዝተገተረ እምባ ተጻብኦታት ሃደሽደሽ ኣቢሉ ብዓወት ብምውጻእ፡ መድረኽ፡ ሰላምን ትስፉው መጻኢን ኣብ ዝረግጸሉ ዘሎ ፍሉይ ታሪኻዊ እዋን ዝጅምር ዘሎ ዓመት ትምህርቲ እዩ። እዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ፡ ተመሃሮን መማህራንን ኣብ ትሕቲ ቅሱንን ሰላማዊን ህይወት፡ ኣቓልቦኦም ብኻልእ ስክፍታታት ከይተገዘዐ፡ ልቦም ኣውዲቖም፡ ኣብ መስርሕ ምስትምሃርን ምምሃርን ዝጽመድሉ እዩ። በዚ ኣጋጣሚ'ዚ፡ ንኣገዳስነት ትምህርቲ ኣብ ውልቃዊን ሕብረተሰብኣዊን ህይወት ብሓፈሻ፡ ንኣድላይነትን ወሳንነትን ትምህርቲ ኣብዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ ናይ ሰላምን ዕብየትን መድረኽ ድማ ብፍላይ ምዝኽኻር ኣገዳሲ ይኸውን።

### ልዑል ብቕዓት ዝጠልብ መድረኽ

ባህጊ ነፍሲወከፍና ሓደን ፍሉጥን እዩ። ሃገርና ብኹሉ መዳያት (ብትምህርቲ፡ ስነ-ኪነት፡ ተክኖሎጂ፡ ቁጠባ፡ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ወዘተ...) ሰልጢና ንምርኣይን ኣብ ምዕብልቲን ሃብታምን ሃገር ንምንባርን ልዑል ባህጊ ከምዘለና ዘካትዕ ኣይኮነን። ኩልና ሰፊሕ ናይ ስራሕን ምዕባለን ዕድላት ተኸፊቱልና፡ ኣድማዕትን ኣፍረይትን ብምዃን ጽጋብ፡ ባህታ፡ ዕግበት፡ ራህዋን ቅሳነትን ዘጓናጽፍ ህይወት ክንነብር ድሌትናን ሕልምናን እዩ።

እዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ፡ ናብ ቅልጡፍ ዕብየትን ምልኣት ባህግናን ትምኒትናን ዘሰጋግረና ሰፊሕ ዕድላት ዝሓቑፈ መድረኽ ምዃኑ ምስትውዓል ዘጸግም ኣይኮነን። ሰላምናን ርግኣትናን ብዘተኣማምን መገዲ ኣረጋጊጽና ኣለና። ዞባዊ ኩነታት እውን ናብ ረብሓና እናተቐየረ እዩ። እንተኾነ እዚ ህልዊ መድረኽ'ዚ ናይ ምስትርሓውን ዕረፍትን መድረኽ ጌርና ክንሓስቦ ኣይግባእን። ኩሉ መዳያዊ



ህንጸት ሃገር ብናህሪ እናሳለጥና፡ ምድራዊን ባሕራዊን ካልእን ጸጋታት ሃገርና ብስፍሓት ኣብ ጥቕሚ ብምውዓል፡ ረባሕቲ ናይ'ቲ ተፈጢሩ ዘሎ ምቹእ ሃዋህው፡ ከምኡ'ውን ብደረጃ ዞባን ዓለምን ብቑዓት ተወዳደርቲ ብምዃን ኣብ መርከብ ስልጣነ ክንተግር ሓያል ስራሕን ቅልጣፈን ምድላብ ክእለትን ናይ ምግባር ዓቕምን ዝሓተና መድረኽ እዩ። ኑቲ ኣብ ቅድመና ዘሎ ሰፊሕ ተኽእሎታትን ዕድላትን ብኣድማዕነት ክንዋሰኣሉ ድማ፡ ፍልጠትና፡ ብቕዓትና፡ ኣፍራይነትና ብተዓጻጻፊ ምዕባይ ዘድልየሉ ግዜ እዩ።

እዚ መድረኽ'ዚ ንህዝቢ ኤርትራ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ኤርትራ ድማ ብፍላይ፡ መድረኽ ምሕያል ብቕዓትን እዋን ምጥንኻር ዕዮን ኩለንተናዊ ገስጋስን፡ መድረኽ ምዕዛዝ ኣፍራይነትን ሃብቲን እዩ። ወሳኒ ረቛሒ ንዕብየት፡ ኣፍራይነትን ኣድማዕነትን ከኣ ብቐንዱ፡ ፍልጠት፡ ሞያ፡ ስራሕን ዲሲፕሊንን እዩ። ከምዚፍለጥ ናይ ትምህርቲ ግዜ ንስራሕ ዓለም ዝኸውን ፍልጠትን ሞያን እኒጥርየሉ ግዜ እዩ። ስለዚ ትምህርቲ እቲ ቀንዲ ዕጥቂ ንኣድማዕነትን ብሉጽን ተወዳዳርን ህይወት እዩ።

መንግስቲ ንወሳኒ ግደ ትምህርቲ ኣብ ምዕባለ ሕብረተሰብ ብምግንዛብ፡ ከሎ ገና ኣብ ምስፋሕ

ዝርግሐ ኣብያተ ትምህርቲን ምውዳድ መሳለጥያታትን ጊዜፍ ወፍሪ ክገብር ኣብ ልዕሊ. ምጽንሖ፣ ኣገልግሎት ትምህርቲ ኩሉ ዜጋ ብዘይ ዝኾነ ክፍሊት ብናጻ ከምዝረክብ ገይሩ እዩ። እንተኾነ ቀልዑን መንእሰያትን ኣብ መኣዲ ትምህርቲ ተጸምቢሮም ናብ ቀጽሪ ኣብያተ ትምህርቲ ክመላለሱ ዕድል ስለዝረኸቡ፣ እቲ ዕላማ ተወቒዑ ማለት ኣይኮነን። ህንጻን መሳለጥያን ብምቕራብ ብዙሓት ተመሃሮ ምእንጋድ ቀሊል ገስጋስ እኳ እንተዘይኮነ፣ ኣብ መወዳእታ ግን እቲ መለክዒ፣ ቡቲ ዝወሃብ ዓይነት ትምህርቲ፣ ዝኹስኰሰ ዓይነት ሰብ እዩ። እቲ ትጽቢት እንገብረሉ ውጽኢት ትምህርቲ፣ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ፣ ህይወቱ ብዝበለጸ መገዲ ዝመርሓሉን መካብሮኡ ዘመሓይሸሉን ፍልጠት፣ ሞያን ክእለትን ሰኒቑ፡ ኣፍራይነቱ ብምሕያል፡ ኣብ ዕቤት ቁጠባ ሃገር ጉሉሕ ኣበርክቶ ኣብ ዝገብረሉ ደረጃ ምብጻሕ እዩ።

ፍልጠት ልዕሊ. ጸጋታት ምድሪ ዝሰራዕ ወሳኒ ረቛሒ. ናይ ዕቤትን ስልጣነን ስለዝኾነ፣ ዝዓበየ ርእሰማል ናይ ሓደ ሕብረተሰብን ሃገርን፣ እቲ ዘለዎ ባህርያዊ ጸጋታት ዘይኮነ፣ ሰብኣዊ ጸጋኡ እዩ። ብሕልፊ ድማ እቶም ኣብ ምዕባይን ምንባዘን ዝርከቡ ህጻናትን ቀልዑን፣ እቶም ቀንዲ ርእሰማልና እዮም። ጉዕዞ ምዕባለ ብኣድማዕነት ክንከይድ፣ ብቑጻልነት ሞያን ፍልጠትን ዝዓጠቐ ሰብኣዊ ጸጋ ከነፍሪ ኣለና። ሞያን ፍልጠትን ንምቕሳም ድማ፣ ብርቱዕ ድሌት፣ ትግሃትን ዲሲፕሊንን ዝኣመሰሉ ብሉጻት ክብርታት ኣዘዮም ኣድለይቲ እዮም። ከምዚ ዝኣመሰለ ክብርታት ዘውንን፣ ካብ ዝኾነ ካልእ ጸጋታት ንላዕሊ. ዝሕረ ብቑዕ ሰብ ናይ ምፍራይ ስራሕ እምበኣር፣ ኣብ ሕብረተሰብ እቲ ዝዓበየን ወሳኒን ዕማም እዩ። ነዚ. ዝዓበየ ዕማም ሃገርን ሕብረተሰብን ዘተግብሩ ድማ ኣብያተ ትምህርቲን መማህራንን እዮም።

ኣብዚ. ዘለናዮ ዘመን፣ ትምህርቲ ንኹሉ ወዲ ሰብ፣ ብዘይ ኣፈላላይ ጾታ፣ ማሕበራዊን ቁጠባዊን ቦታ ኣዝዩ ኣገዳሲን ወሳኒን ምኳኑ ተኣሚኑሉ፣ ኩሎም ሕብረተሰባት ንዕድል ትምህርቲ ምስ መሰረታውያን ሰብኣዊ መሰላት ክሰርዕዎ ተገዲዶም እዮም። ምኽንያቱ ብዘይ ብኡ ሕብረተሰብ ዝደልዮን ዝሓልሞን ዕላማን ራእይን ኩብጻሕ ኣይክእልን እዩ።

ብዙዕባ ትምህርቲ ክንዛረብ እንከለና ብዛዕባ ምዕዛዝ ፍልጠት፣ ሞያ፣ ብልሓት፣ ጥበብ፣ ምሕደራ፣ ናይ ምግባር ዓቕሚ፣ ተኽእሎታትን ኣድማዕነትን ኢና ንዛረብ ዘለና። ምዕባለን ኣድማዕነትን ሕብረተሰብን ሃገርን ከኣ፣ ኣብ ድምር ዓቕሚ ውልቀሰባት እዩ ዝምርኮሱ። ምኽንያቱ፣ ፍልጠትን ሞያን ዘይዓጠቐ ሰብ፣ ኣፍራይነቱ ድሩት እዩ። ኣብዚ. ዘለናዮ ዘመን ሃገራት ወይ ሕብረተሰባት፣ ንኹሉ ሰብ ብዘይኣፈላላይ ጾታን ማሕበራዊ ቦታን ናይ ትምህርቲ ዕድል ንምርግጋጽ፣ ሓያል ጻዕሪ ዘካይዳ ዘለዋ፣ ዘይተማህረ ሕብረተሰብ፣ ብሰንኪ. ድንቁርናን፣ ምስ ምሉእ ጸጋታቱ ግዳይ ድሕረትን ድኽነትን ህድግለነ ዘይብሉ ምዝመዛን ክኸውን ብግብሪ ስለዝተራእየ እዩ።

ዋሕስ ምዕባለን ተወዳዳርነትን ዝያዳ ኹሉ ትምህርቲ እዩ። ኣብ ቁጠባውን ቴክኖለጂያውን ውድድር፣ ፍልጠት ሞያን መሃዝነትን ዜጋታት ቀንዲ ረቛሒ. ናይ ጽብለልትነት ስለዝኾነ፣ እተን ብቑጠባ ኣዝየን ዝማዕበላ ሃገራት፣ ኣብ ዜጋታተን ኣውራ ድማ ኣብቶም ተካእቲ ወለዶ መንእሰያት፣ ብቑዓት ትምህርቲ ክይጎድል ወትሩ ኣብ ተጠንቀቕ እየን። ምንቁልቋል ብቕዓት ትምህርቲ፣ ሃገራዊ ሓደጋ ስለዝኾነ፣ ከም ኣዝዩ ኣተሓሳሳቢን ኣሻቓሊን ጉዳይ እዩ ዝጥመት። ንሕና እውን ብተመሳሳሊ፣ ማዕረ ዓለምና ክሰርዓና ዝኽእል ቀዳማይ ረቛሒ. ባህርያዊ ጸጋ ዘይኮነ፣ ዓይነት ሰብና ምኳኑ ብምእማን፣ ኣድህቦና ዝያዳ ካልእ ኣብ ትምህርቲ ብምቕናዕ፣ ስርዓት ትምህርትና ብቑጻሊ. እናሓየለ ከምዝኸይድ ብምግባር፣ ምስ ግዜን ምዕባለታትን ዝሰጉም ብሉጽ ኣገልግሎት ትምህርቲ ንምርግጋጽ ብቑጻሊ. ክንጽዕር የድሊ።

ኣብ ምርግጋጽ ብቕዓት ትምህርቲ ክዝንጋዕ ዘይብሉ ኣገዳሲ. ረቛሒ. ኣሎ። ምሕደራ። ምኽንያቱ፣ ብሉጽ ስርዓት ትምህርቲ ሒዝካ፣ ትምህርታዊ መሳለጥያታት ብምልኣት ምስ ኣዋዲድካ እውን እንተኾነ፣ ትካላት ትምህርቲ ኣገልግሎቶም ኣድማዒን ውጽኢታዊን ዝኸውን፣ ጉድለትን ድኻምን ብኣጋ እናፈወሰ ንዘበረኸ ብቕዓት ዝሰርሕ ሓያል ትምህርታዊ ምሕደራ ምስዝህሉ እዩ። ብቕዓት ተመሃሮ፣ ዓይነት ስርዓት ትምህርቲ ጥራይ ኣይኮነን ዝውስኖ። ንዕኡ ዘተግበር ምሕደራ ኣብያተ ትምህርቲ እውን ዓቢ. ግደ ኣለዎ። ከመይሲ. ድኹም ምሕደራ ትምህርቲ፣ ዋላ እቲ ዝበለጸ ስርዓት ትምህርቲ እናሃለወ፣ ውጽኢቱ ከምቲ ዝድለ ኣይኮነን።

በዚ. ዝተጠቕሰ መዳያት ክርአ እንከሎ እምበኣር፣ ስርዓት ትምህርትናን ዝምልምሎ ዓይነት ሰብን ኣብቲ ዝድለ ደረጃ ንምብጻ ገና ክማላኡ ዝግብኦም ተወሰኽቲ ዓበይቲ ዕዮታት ኣለው። ስለዚ፣ ዝጸንሐ ሕጽረታት ብምምላእ፣ ኣብ ምሕደራ ዘሎ ድኻማት ብቑጻሊ. ብምፍዋስ፣ ትምህርታዊ ብሉጽነት ንምርግጋጽ፣ ኩሎም ኣብ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ዝኾጥፉ ኣካላት ምስዚ. ተኸሲቱ ዘሎ ሓድሽን ትሰፉውን ሃውህው ትግሃቶም ክዕዘዙ ይግባእ። ምስዚ. ተኣሳሲሩ ድማ፣ እጃም ናይቶም ኣብ ምዕባለ ትምህርቲ ወሳኒ ተራ ክጻወቱ ዝኽእሉ ወገናት ደጊምካ ምዝኽኻር ኣገዳሲ. ይኸውን።

### ሀ. መማህራን

ኣብ ምዕባለ ስርዓት ትምህርቲን ምሕደራኡን ኮነ ኣብ ምዕራግ ብቕዓት ትምህርቲ ቀዳማይን ዝለዓለን ተራ ዝጻወቱ መማህራን እዮም።

ብቑዓት መማህራን ምስ ብቑዓት ምሕደራ ትምህርቲ ተኣሳሲሩ ዝርአ ይኹን እምበር፣ ባዕላዊ ረቛሒ ናይ መማህራን እውን ወሳኒ እዩ። ርዝኑት ተልእኾኦም ብግቡእ ተገንዚቦም፣ ስርሖም ብተገዳስነት ዝፍጽሙ፣ ብስነ-ምግባርን ህርኩትናን ንተመሃሮ ኣብነት ዝኾኑ መማህራን ዘፍረይዎም ተመሃሮ ኣዝዮም ዕውታት እዮም። ክንዲ ዝኾነ፣ መማህራን ንኑብሶም ከም ቀለስቲ ናይ ሓድሽ ወለዶ ዝጥምቱ፣ መኽሰቦም ኣብቲ ዝኹስኩስዎ ወለዶ ክርእዩ ዝብህጉ፣ ሃገርን ሕብረተሰብን ዘሰከሞም ሕድሪ ብሓላፍነታዊ መንፈስ ዝፍጽሙ ንቑሓትን ብሱላትን ክኾኑ የድሊ። እዚ ኣቲናዮ ዘለና ሓድሽን ትሰፉውን መድረኽ እምበኣር ንመማህራን ዘሰክሞም ሓላፍነት ዓቢ እዩ።

## ለ. ወለዲ

መንግስቲን ኣብያተ ትምህርቲን ዝካይድዎ ጻዕሪ ብምድጋፍ፣ ወለዲ ብሸነኾም ኣብ ምዕባለ ትምህርቲን ምሕያል ብቕዓትን ክገብርዎ ዝኽእሉ ኣስተዋጽኦ ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ተመሃሮ፣ ኣብ ትምህርቲ ፍቕሪን ተገዳስነትን ኬዕዝዙ ዝድርኹ፣ ናይ ወለዲ ምትብባዕን ክትትልን እዩ። ክንዲ ዝኾነ፣ ወለዲ፣ ተኽሲቱ ሓድሽ ሃዋህውን ናይ ስራሕን ዕቤትን መድረኽ፣ ደቆም ብዝግባእ ክዋስእሉን ክረብሕሉ፣ ትምህርቲ ኣዝዩ ወሳኒ ምዃኑ ፈሊጦም፣ ሃምን ቀልቢን ደቆም ኣብ ትምህርቲ ከምዝቐንዕ ብምግባር፣ መጻኢ ዕድል ደቆምን ሕብረተሰቦምን ንምውሓስ ሓላፍነቶም ክፍጽሙ የድሊ። ኣብ ርእሲ'ቲ ውልቀ ወላዲ ኣብ ቤቱ ክበርክቶ ዝኽእል እጃም፣ ብሓባር እውን ኮሚቴታት ብምቛም፣ ወለዲ ምስ ኣብያተ ትምህርቲ ጥቡቕ ምትእስሳር ክፈጥሩ ይግባእ። ዕማም ኮሚቴታት ወለዲ ድማ፣ ንንጥፈታት ኣብያተ ትምህርቲ ብጥቡቒ ምክትታል፣ መስርሕ ትምህርቲ ምግምጋም፣ ኣሉታዊ ተርእዮን ድኻምን ምንቃፍን መመሓየሺ ሓሳባት ምፍልፋልን ክኸውን ይግባእ።

## ሐ. ተመሃራይ

ረብሓ ትምህርቲ ቅድሚ ኹሉ ኑቲ ዝተማህረ ውልቀሰብ እዩ። ብኻልኣይ ደረጃ ድማ ንሃገርን ሕብረተሰብን። ትምህርቲ ናይ መውዳእታ ሸቶኡ፣ ነፍሲ ወከፍ ዜጋ፣ ውልቃዊ ህይወቱ ብዝበለጸ መገዲ ዝመርሓሉን መካብሮኡ ዘመሓይሸሉን ኩነታት ምፍጣር፣ በዚ መገዲዚ ድማ ቁጠባዊ ዕብየት ሃገር ብዝለዓለ ናህሪ ምስጓም እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን፣ እቲ ኣብ ዝኾነ ቦታን እዋንን ህይወትካ ብልሙጽ ንኽትመርሕ ዘኽእል ዘይሕንከኹን ዘይበርስን ሃብቲ፣ ትምህርትን ብትምህርቲ ዝርከብ ሞያን ጥራይ እዩ። በዚ ድማ፣ ተመሃሮ ተኽሲቱ ዘሎ ምቹእ ግዜን ዓቕርዎ ዘሎ ርሒብ ዕድላትን ብሩህ መጻኢን ብምጥማት፣ ዕድመ ምሉእ ምስኦም ዝነብር ዘሓብንን እምብዛ ዘርብሕን ሃብቲ ንምጭባጥ ክጽዕሩ፣ ተወዳዳሪ ዓቕሚን ብቕዓትን ንምጥራይ ኣብ ናይ ትምህርቲ ዘበኖም ብልዑል ሓቦን ተገዳስነትን ክጽዕቱ የድሊ።

## መ. ሕብረተሰብን ትካላቱን

ሃገር ንምዕባለ ትምህርቲ እተፍስሶ ገዚፍ ወፍራ፣ ኣኽሳቢ ውጽኢት ዝርከቦ፣ መላእ ሕብረተሰብ ክእለትን ፍልጠትን ንምምዕባል ኣብ ዝካየድ ጻዕራ፣ ቡብዓቕሙን ቡብዝምልከቶ ዓውዲን ደራኺ ተራ ምስዝጻወት እዩ። ስለዚ ድማ፣ ኣብ ርእሲ'ቲ ስሩዕ ኣካዳሚያዊ ትምህርቲ፣ ኩሎም መንግስታዊ፣ ህዝባውን ብሕታውን ትካላት ቡብዓውዶም፣ ብቐጻሊ ትምህርትን ስልጠናን፣ ሞያን ክእለትን ዝዓጠቑ ኣፍረይቲ መንእሰያት ንምፍጣር ዘየቋርጽ ጻዕሪ ክገብሩ፣ ናይ ምዕባለ ስትራተጂና ሓላፍነት ዘሰክሞም ኣብ ርእሲ ምዃኑ፣ ዘለናዮ መድረኽ ድማ ዝያዳ ነዚ ሓላፍነት'ዚ ዘኽብዶ እዩ።

ሃገራዊ ቻርተርና ከምዝነጽሮ ራእይና "ኤርትራ ብቑጠባ፣ማሕበራዊ ኣገልግሎታት፣ትምህርትን ቴክኖሎጂን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ስልጣነ ከምእትበጽሕ ምግባር እዩ።" ነዚ ዝዓበየ ዕማም ሃገርን ሕብረተሰብን ኣብ ምርግጋጽ መሪሕ ተራ ዝጻወታ ድማ ኣብያተ ትምህርቲ እየን። ኣብያተ ትምህርቲ፣ መርሓ ለውጢን ምዕባለን እየን። ኣብ መእተዊ ናይዚ ጽሑፍ'ዚ ከምእተጠቕሰ፣ ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ክፈስስ ዝጸንሐን ዘሎን ወፍሪ ቀሊል ኣይኮነን። እዚ ወፍሪ'ዚ ብውሁድ ጻዕሪ መላእ ሕብረተሰብ ምስዝድራዕ ከኣ፣ ብመገዲ ትምህርቲ ክንበጽሖ እንሕልን ሃገራዊ ዕላማ ሸቶኡ ከምዝወቕዕ ኣየጠራጥርን። ሽዑ ድማ'ዩ መንግስቲን ሕብረተሰብን ኣብ ትምህርቲ ዝገብርዎ ወፍሪ መኽሰቡ ብደረጃ ውልቀሰብ፣ ስድራቤት፣ ሕብረተሰብን ሃገርን እምብዛ ዓቢይን ኣርባሒን ዝኸውን። ነዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ ድማ ብቑዓት ኴንና እንርከቦ።



## ፍልጠት + ክእለት + ክብርታት

# ብቑዕ መንእሰይ

*ማሕበረ-ቁጠባዊ ምዕባለ ሓደ ሕብረተሰብ፡ ኣብ እተፈላለዩ ጸጋታት ክምርኮስ ይኽእል። ብቐንዱ እናበረኸ ዝኸይድ ምዕባለ ሕብረተሰብ፡ ኣብ ባህርያዊ ጸጋታት፡ ምኽዕባት ኣፍራዪ ርእሰ-ማል፡ ኣብ ሰብኣዊ ጸጋታት፡ ኣብ ተክኖሎጂያዊ ምህዞን ውዳበን ክምርኮስ ይኽእል። እኛም እዞም እተጠቐሱ ጸጋታት ኣብ መስርሕ ቁጠባዊ ምዕባለ ርዱእ እኳ እንተኾነ፡ ኣብ ነዊሕ እዋን ዘተኣማምን ቀጻልነት ዘለዎ ምዕባለ ክውሕስ ዝኽእል ግን ሰብኣዊ ጸጋ እዩ። ናይ ሰብ ጸጋ ክንብል እንከለና፡ ብብዝሕን ብቑጽርን ዝረአ ዘይኮነ፡ እቲ ኣብ ልምዓት ክሳተፍ ዝኽእል ሰብ ዝውንኖም ክብርታት፡ ተበግሶ፡ እምነት፡ ዲሲፕሊን፡ ስነ-ምግባር ክሰርሕን ክፈርን ዝብል ጥሙሕን ራእይን ልዑል ግምት ዝወሃቦም'ዮም። ሰብኣዊ ጸጋ ኣድማዒ ኣበርክቶን ኣፍራይነትን ዝህልዎ ናብ ርእሰ-ማል ምስ ዝልወጥ እዩ። ሰብኣዊ ርእሰ-ማል ድማ ብትምህርቲን ስልጠናታትን ብቐጻሊ እናተዋህለለን እናተደረዐን ዝኸይድ ጸጋ እዩ።*

*ሕልፊ ኩሉ ናይ ሰብ ጸጋታት፡ ተራን ኣበርክቶን መንእሰያት ዝያዳ ኣተኩሮን ግምትን ዝወሃቦ እዩ። መንእሰያት ብዝውንንዎ ርሱን ባህርያዊ ዕድመ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብዘለዎም ዘይተመዝመዘ ውህሉል ሓይሊን ጽዓትን ኣብ ሕብረተሰብ ለውጢ ከረጋግጹን ንለውጢ ክድርኹን ዝያዳ ትጽቢት ይግበረሎም። በዚ ስነ-መጎት እዚ፡ ትምህርቲን ስልጠናን ንኹሉ ኣካል ሕብረተሰብ ዘገድስ እኳ እንተኾነ፡ ኣብ መንእሰያት ዝግበር ወፍሪ ግና፡ ሰብኣዊ ርእሰ-ማል ኣብ ምፍጣርን ምኽዕባትን ዕዙዝ ኣገዳስነት ኣለዎ። መንእሰይ ዘይተዛዘመ ግን ከኣ ኣብ መስርሕ ህንጸት ዝርከብ ሓይሊ እዩ። ሓያል ጽዓት፡ ሓያል ድልየትን ጥሙሕን መንእሰይ፡ ብትምህርቲ፡ ፍልጠት፡ ክእለትን እተዋሕሰ ጥዕናን ምስ ዝስነ፡ ኣብ ረብሓ ሕብረተሰብ ክውዕልን ጉዕዞ ምዕባለ ንቕድሚት ክስጉምን ዝያዳ ዕድልን ተኽእሎን ኣለዎ።*

*ፍልጠትን ክእለትን ብግብራዊ ስራሕ ክስነን ብተሞኩሮ ክህብትምን እንተዘይክኢሉ፡ ኣበርክቶኡ ኣብ መስርሕ ማሕበረ-ቁጠባዊ ለውጢ ድሩት እዩ ክኸውን ዝኽእል።*






ፍልጠትን ክእለትን ዘይንቀሳቐስ (static) ዘይኮነ፡ ናብ ተንቀሳቓሲ ሓይሊ ተቐይሩ ብግብራዊ ተሞኩሮ እናበሰለ ዝጭበጥ ፍርያት ክህብ ኣብ ስራሕ ክውዕል ክኽእል ኣለዎ። ፍልጠትን ክእለትን ይዕበ ይንኣስ ኣብ ስራሕ እንተዘይውዒሉ ትርጉም የብሉን። ብዘይካ እዚ ፍልጠትን ክእለትን ኣብ እተወሰነ ደረጃ ዝድምደም ዘይኮነ፡ ብውልቃውን ሕብረተሰባውን ጻዕሪ ብቐጻሊ ክምዕብልን ምስ ሓድሽ ክዉንነት ክርዕምን ክዛመድን ክኽእል ኣለዎ። ግዜ ዝሓለፎ ትምህርቲን ሞያን ኣብ ክንዲ ኣቃላጣፊ ባእታ፡ ጎታቲ ምዕባለ ዝኾነሉ ኣጋጣሚታት ኣብ ታሪኽ ውሑድ ኣይኮነን።

እቲ ካልእ መንእሰይ ክላበሶ ዘለዎ መሰረታዊ እምነ-ኩርናዕ ጉዳይ ክብርታት እዩ። ትምህርቲን ሞያን ብዘይ ሕብረተሰባዊ ክብርታት ንበይኑ ኣኻሊ ኣይኮነን። መንእሰይ ንበይኑ ተነጺሉ ዝነብር ዘይኮነ፡ ኣብ ውሽጢ ሕብረተ-ሰብ ተማእኪሉ ዝንቀሳቐስ ሓይሊ እዩ። ንክብርታት ሕብረተሰብ ብግቡእ ክርዳእ፡ ከለልን ክምእዘዝን ጥራይ ዘይኮነ፡ ዓንቀፍቲ ንዝባሃሉ ልምዲታትን ባህሊታትን ከመሓይሽን ክእሊን ትጽቢት ይግበረሉ። ስለዚ፡ መንእሰይ ኣብ ውሽጢ እቲ እኩብ ክሰርሕ፡ ኣብ ህይወት ዘለዎ ዕላማን ራኢን ከነጽር፡ ነውሪን ዘይነውሪን ፈላልዩ ክግንዘብ፡ ሓያል ባህሊ ስራሕ፡ ትግሃት፡ ሓልዮት፡ ምጽማም፡ ሓድሕድ ምክብባር ምስ ዘዘውትር፡ ንኑብሱ ከቢሩ ንሕብረተሰብ ዘኽብር መንእሰይ ተባሂሉ ክስመ ይኽእል። ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ፡ ብኣጋጣሚ 3ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያትን መበል 30 ዓመት ዝኸሪ ምምስራት ሃማመተኤን ምስ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ዝገበሮ ቃለ መሕትት፡ "መንእሰይ ብሰለስተ ኩርናዕ ወይ ዳይመንሽን ክርኢ ክኽእል ኣለዎ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ፍልጠት ቀሲሙ፡ ሞያ ወይ ክእለት ሃልይዎ፡ ኣብ መወዳእታ ብደረጃ ስነ-ምግባር (Ethics) ኣብ ዝለዓለ ክብርታት ኩብጽሕ ክኽእል ኣለዎ።" ክብል ዝሃቦ መግለጺ፡ ነዚ ፍልስፍና እዚ ዳግም ዘረጋግጽ ኮይኑ ንረኽቦ።

ከም'ቲ ኣቐዲሙ እተጠቕሰ፡ መንእሰይ ዘይተዛዘመ ግን ከኣ ኣብ ቀጻሊ መስርሕ ህንጸት ዝርከብ ሓይሊ ከም ምዃኑ መጠን፡ ዋላ እኳ ቅድምን ልዕሊ ኹሉን ምዕባሌኡን ህንጸቱን ብምልኣት ንምርግጋጽ ተበግሶ ክወስድ ዘለዎ ባዕሉ እቲ መንእሰይ እንተኾነ፡ ሕብረተሰብ ብዓቢኡን ንጉዳይ መንእሰያት ንምትእንጋድ መዘነት እተዋህቦም ኣካላት ድማ ብፍላይ፡ መንእሰይ ብግቡእ ተሃኒጹን ማዕቢሉን ኣውሓሲ ኩሉ መዳያዊ ሓርነትን ቀላሲ መጻኢን ክኸውን ሰለም ዘየብል ስራሕ ዝሓትት እዩ። እዚ ማለት፡ መንእሰይ ሓይሉን ጸዓቱን ብግቡእ ከስተውዕለሉ፡ ዕድላቱን ብድሆታቱን ክርዳእ፡ ንሕሉፍ ህሉውን መጻኢን ብዝግባእ ብምትእስሳር ኣንፈቱ ከነጽር፡ ንቕሓቱ ክዕቢ ኣገዳሲ እዩ። ንቕሓት ዘይብሉ ሰብ መጻኢኡ ብግቡእ ክስእል ኣይክእልን እዩ። ሓያልን ድኹምን ጎድኑ ከለሊ፡ ኣብ ሕብረተሰብ ብብቕዓት ክዋስእ ዘኽእል ክብርታትን ተሞኩሮታትን ክዓጥቕ፡ ንዝበለጸ ውጽኢትን ንሓባራዊ ረብሓን ክሰርሕ፡ ዘኽእሎ ንቕሓት ክድልብ ተራ ሕብረትሰብን ኣካላትን መንግስትን ወሳኒ እዩ።

ካብ'ዚ ብተወሳኺ መንእሰይ ብሰንኪ ድሩት ተሞክሮኡን ንኡስ ዕድሚኡን ክጥምቶ ንዘይከኣለ ብርህዉ መጻእን ተኽእሎታቱን ብትስፋው መገዲ ብቐርበት ከምዝርኣዮ ብምግባር ብሓያል ድሌት ወይ ጥሙሕ ንዝበለጸ ሕብረተሰባዊ ለውጢ ክሕልንን ክሰርሕን ኣብ ምምእዛን፡ ውሁድን ሓባራዊ ጻዕሪን ዝምልከቶ ኣካል ኣድላዪ እዩ።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ምስ ኩሎም መሻርኽቲ ብምውህሃድ መንእሰያት ንቕሓቶም በሪኹ ኣብ መስርሕ ዝካየድ ዘሎ ማሕበረ-ቁጠባዊ ለውጢ ቀዳሞት ተዋሳእቲ ብምዃን ኣበርክትን ረባሕትን ናይ'ቲ ዝሰላሰል ዘሎ መስርሕ ኩሉ ጎድናዊ ህንጸት ክኾኑ ሓያል ጻዕሪ ኣብ ምክያድ ይርከብ። እዚ ብምውህሃድ መሻርኽቲ ዝግበር ዘሎ ጻዕሪ ግና ውጽኢቱን ኣድማዕነቱን ኣብ ቀጻልነቱ ዝምርኮስ ብምዃኑ፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ተመስሪቱ ዘሎ ምውህሃድ ኣካላት መንግስቲ፡ ግንባርን ማሕበራትን ኣብ ሕቶ መንእሰያት ኣወዳድባኡን ንጥፈታቱን እናገምገመ ንዝበለጸ ገስጋስ ናህሩ ከዛይድ ለበዋ ዘየድልዮ መዘኻኸሪ እዩ።




# መጻሕፍቲ ተምሳጥ ንኸሕድሩ

መለስ ንጉሰ

ኣብ ፈጠራዊ ይኹን ኣብ ናይ ታሪኽ መጻሕፍቲ፡ጽሑፋት ተነቡቡቲ ንኽኾኑ ዝድርኹ ብርክት ዝበሉ ረቛሒታት ኣለዉ። ሓደ ካብ'ዞም ረቛሒታት ተምሳጥ እዩ። እቲ ጽሑፍ ተምሳጥ ዘሕድር ምስ ዝኸውን፡ ነቲ ትሕዝቶ ንምብልዑ ዘጸግም ኣይከውንን። ሓደ ጸሓፊ ጽሑፉ ኣዝዩ መሳጢ ጌሩ ንኸቕርቦ ሞያዊ ሓላፍነት ኣለዎ። ሓደ ካብ ረቛሒታት ብሉጽ ጸሓፊ እውን ኣብ ኣንበብቲ 'ተመስጦ ኣሕዲሩዶ?' ዝብል እዩ። ብፍላይ ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣንባቢ ብዝተፈላለዩ ንኣእምርኡ ዝምግቡ ብዙሕ ጻዕሪ ዘየድልዮም ናይ ድምጺ ይኹኑ ናይ ቪድዮ ሓበሬታታት ብቐሊሉ ክረኽቦም ተኽእሎ ስለዘለዎ መጻሕፍቲ ብኽንደይ ሓይሊ ተጨኒቑ ንኸንብቦም ዝድርኹ ክኾኑ ኣይግባእን። ሎሚ ደው ኢሉ ወይ ኮፍ ኢሉ ፈውሲ ቃንዛ እናበልዐ መጽሓፍ ከንብብ ዝኽእል ሰብ የለን። ዘመኑ ዘመን ሓዊ እዩ።

ተምሳጥ ዝህብ ጽሑፍ ዳርጋ ትንፋስ ዝልግስ ጌርካ'ዩ ዝቑጸር። ምኽንያቱ ተምሳጥ ምቅልጣፍ ስምዒት ወይ ድማ ምቕልጣፍ ናይ ስምዒት ግብረመልሲ እዩ። ንስምዒት ፈጠራውነት ዘበርኽ፡ ብዘይምስትውዓል ወይ ብሃንደበት ንስምዒት ሓፍ ኣቢሉ ናብ ሰገነት ሰማይ ዝድርቢ'ሞ ብመንገብገቡ ዘውርድ ናይ ሊቅነት ብልሓት እዩ። ሊቃውንቲ ከምዝብልዎ፡ንጸሓፍቲ ዝውሃቦም ተምሳጥ ናይ ምፍጣር ሓይሊ መለኮታዊ ምኳኑ'ዩ። እዚ ሓይሊ እዚ ዘይብሉ ጸሓፊ ተምሳጥ ዘለዎ ጽሑፍ ከበርክት ኣይክእልን እዩ። መጻሕፍትና እውን በዚ ዓይኒ ተጠሚቶም ብቕዓቶም ክምዘን ይክኣል እዩ። ሓደ መጽሓፍ እኩብ ዘረባ ክኸውን ኣይግብኦን። ሓደ ጸሓፊ ድማ ተዛራቢ ናይ ዘይእርኑብ ዘረባ ክኸውን ኣይግባእን።

ሓደ ኣንባቢ ንሓደ መጽሓፍ ዘንብቦ ሓድሽ ነገር ንኽረክብ፡ንኽዘናጋዕን ንኽመራመርን



29 August 1632

Samuel Taylor Coleridge


Coleridge in 1795.

Sigmund Freud


Sigmund Freud by Max Halberstadt, 1921


Muse reading a scroll, perhaps

ምኳኑ ርዱእ እዩ። እቲ ሓድሽ ዝብሃል ዝተፈልየ ኣረኣእያ ወይ ፍሉይ ጠመተ ኣብ ህይወት ደኣ'ምበር፡ ተራእዩ ዘይፈልጥ ሓድሽ ክስተት ማለት ዘይምኳኑ ኣንበብቲ እውን ይርድእዎ እዮም። ኣንባቢ እምብኣር መጽሓፍ ከንብብ እንተኾይኑ፡ እቲ መጽሓፍ ተምሳጥ ዘሕድር ምስዝኸውን እዩ። ኣንባቢ ነቲ ቁምነገር ንምሕፋስ ብዙሕ ናይ ጽዓት ብኽነት ኣየድልዮን። እቲ መጽሓፍ ብፍላይ ናይ ፈጠራ መጽሓፍ ምስ ዝኸውን ንኸተንብቦ ሃልኪ ዝሓትት ብዙሕ ዘይምስጥን ተሓይኹ ዝፈጥሮ ሃዋሃዋ እንተዘይሃልዩን ግን እቲ መጽሓፍ ናይ ምንባብ ዕድሉ መኺኑ ይተርፍ። መኺኑ ንኸይተርፍ እምብኣር ብተምሳጥ ተጻሒፉ ተመስጦ ከሕድር ትጽቢት ይግበረሉ።

ግሪኻውያን፡'ሓደ ጸሓፊ መሳጢ ጽሑፍ ከቕርብ እንተኾይኑ፡ሓንቲ ምዩዝ ዝተባህለት ጣኦት ኣብ መንፈሱ ክትሰፍር ኣለዋ' ይብሉ። እዛ ምዩዝ ዝተባህለት ኣንስተይቲ ጣኦት ንመንፈስ ናይ'ቲ ጸሓፊ ተበራብሮ እሞ መሳጢ ጽሑፍ የቕርብ ድማ ይምልኡ። እዛ ጣኦት እዚኣ እንተዘይሰፈረቶ ግን ጸሓፊ ክኸውን ዝኽእል እኳ እንተኾነ ተምሳጥ ዘሕድር ጽሑፍ ክጽሕፍ ግን ኣይክእልን እዩ ብምባል የራጉድዎ። እዛ ምዩዝ ትብሃል ዘላ ብቛንቋና ግኒ ተባሂላ ትፍለጥ። ንጸሓፊ ግኑ ይመጽኦ ይጽሕፍ። ናይ ሃገርና ግኒ ግን ቀጣን ግዲ ኹይና እቶም ዝፈርዩ ዘለዉ መጻሕፍትና ልክዕ ከምታ ግኒ ክቐጥኑ ክብሉ ማሕቀቖም ተረፎም

ኣለዉ። ዝብላዕ ሲኢና ዝቐጠነት ጓልሲ ኣነ ቐጣን ጓል ኢላ ከምትምካሕ ግን ኣብ ቬትሪና ቤት መጸሕፍቲ ተገቲሮም ሽምጠይ መርቐለይ ክብሉ ይውዕሉን ይሓድሩን ኣለዉ። ገለ ኣማኸርቲ ግኢ ከም ዝብልዎ ንምዩዝ ወይ ንግኢ ወይ ድማ ንውቃብ ወይ'ውን ንዛር ዝሰምዕ ደራሲ የድሊ እዩ። 'ህዉኽ ደራሲ ተምሳጥ ዘለዎ ድርሰት ክቐርብ ኣይክእልን እዩ፡ዋላ ምዩዝ ትዕለዩ' ኢሎም ሕሹኽ ይብሉ'ዮም። እቶም ንምዩዝ ሰሚያም ዝጽሕፉ ደረስቲ ልክዕ ከም ሓደ ኑባዩ ይቑጸሩ'ሞ፡ ብመላእኽቲ ተሓጊዞም መሳጢ ጽሑፍ የቕርቡ ዝብል ፈሊጥ ኣብ ጉዳይ ጥንታዊት ግሪኽ ተምሳጥ ብዝብል ስነ-ሓሳብ ተወቒጡ ንረኽቦ።

ፈላስፋ 18 ክ/ዘመን ጆን ሎክ ብዛዕባ ተምሳጥ ክዛረብ እንከሎ፡ተምሳጥ ሞዴል ናይ ወዲ ሰብ ኣእምሮ ምኳኑ ይገልጽ። ውህደት ሓሳባት ምስ ውህደት ካልኦት ነገራት ብምዝማድን ምውህሃድን ንኣእምሮ ኣንቂሑ ክብ ኩብሎ ከም ዝኽእል ይትንትን። እዚ ትንታነ እዚ ልክዕ ከም ኣብ ኦብጀክቲቭ ቲኦሪ እንርእዮ ምስ ነገራውነት ብምውህሃድ ንኣእምሮ ስእሊ ፈጢሩ ከም ዘነቓቕሕ ዝገብር እዩ።

ናይ 19 ክ/ዘመን ሮማንቲካውያን ገጠምቲ ኮለርጅን ሸሊን ብወገኖም ንስነ ሓሳብ ተምሳጥ ኣብ ጉዳይ ገጠምቲ ክትንትኑ እንከለዉ፡ተምሳጥ ናብ ገጠምቲ ዝኣቱ መለኮታዊ ሓይሊ ምኳኑን ኣእምሮ ገጣሚ ናብ ራኢ ዝቀረበ ምኳኑን ይኣምኑ ነበሩ። እዚ ተምሳጥ ዘበገሶ ረቂቕ ነገር ተመስጦ ዝሁብ ድርሰት ንምቕራብ ዝሕግዝ ሓደ ካብ ምስጢራት ንፋስ እዩ። ምኽንያቱ እዞም ዛርዶ ግኢዶ እንብሎም ዘለና ዝጭበጡ ፍጡራት ብዘይምኳኖም ኣብ ህዋ እዮም ዘለዉ። እቲ ፍሉይነቶም ግን ባዕልኻ ሽምጢጥካ ናብ ርእስኻ እተብሎም ዘይኮኑስ ሰብ መሪጾም እዮም ዝዓልቡ ይብሃል።(ወይ ጉድ!)

ናይ 20 ክ/ዘመን ናይ ስነ-ልቦና ሊቅ ሲግሞንድ ፍሮይድ፡ ተምሳጥ ኣብ ውሽጢ ኣእምሮ ስነ-ጥበበኛታት ዝርከብ ረቂቕ ነገር ምኳኑ ይዛረብ። እቲ ፍልይ ዘብሎ ኣብ ፍሮይድ፡ ብመለኮታዊ ሓይሊ ዘይኮነስ ኣብ ኣእምሮ ብፍላይ ኣብ የማናይ ክፋል ኣእምሮ ኣሰኪኡ ዝርከብ እቲ ስነ-ጥበበኛ ኑቲ ኣብ ውሽጢ ኣእምሮኡ ዘሎ ንእሽቶ ጭላፍ በርቂ ከበራብሮን ክስሕሎን ከም ዘለዎ'ዩ ዝላቦ።

ማርክሲስታዊ ስነሓሳብ ብወገኑ ንጉዳይ ተምሳጥ ኣመልኪቱ፡ኣብ ዓውዲ ጥበብ ብዘይ ጥንቃቐ ዝወጽእ ናይ ምብህሃል ብልሓት ምኳኑ ይገልጽ እሞ፡ኣብ ናይ ጥበብ ኣገላልጽኡ ተኽእሎ ቁጠባን ልዕለ ቕርጺ ናይ ሓሳባትን ምኳኑ የስምረሉ። እዚ ጥበብ እምበር ካልእ ብልሓት ዘይሓትት ተምሳጥ ናብቶም ነገራውነት ወይ ቀኣውነት ዝኣምኑ ዝጻጋዕ እዩ። ነገራውነት (Materialist) ዝኣምኑ ኣብ ጉዳይ ተምሳጥ (Inspiration) ጽሩይ ውሽጣውን ጽሩይ ግዳማውን ምንጪ ከምዘለዎ ይኣምኑ። ሓደ ካብኦም ፍረደሪክ ጃሚሶ፡"ተምሳጥ ካብ ስነ-ጥበበኛታት ዝርከብ ሓደ ረቂቕ ነገር ኩይኑ እቶም ስነ-ጥበበኛታት ኣእምሮኦም ናብ ሓደ ግዳማዊ ኩነት ወይ ቅልውላው ስለዝቓንይዎ እዩ። እዚ ድማ ኪንዮ ክንቈጻጸሮ እንኽእል ፍጻመ እዩ፣" ይብል።

ስነ-ሓሳብ ዘመናዊ ስነ-ኣእምሮ ብወገኑ፡ተምሳጥ ውሽጣዊ መስርሕ ኣእምሮ ምኳኑ'ዩ ዝኣምን። ተምሳጥ፡"ንግዳማዊ ንቕሓት ኣጕዲሉ ንውሽጣዊ ስነ-ኣእምሮኣውን መንፈሳውን ንቕሓት ዘበርኽ እዩ፣" ይብል። እዚ ድማ ካብ ህጸንነትን ትሕተውነን ዝብገስ ምኳኑ መርትዖ የቕርብ።

ካብ'ዞም ኩሎም ስነ-ሓሳባት ክንወስዶ ዝግባእ ሓደ ነጥቢ ከይሃለወ ኣይተርፍን። ተምሳጥ ግዳማዊ ይኹን ውሽጣዊ ድርኺቱ፡ዓቕምኻ ንምፍታሽ 'እቲ እትሰርሖ ስነ-ጥበባዊ ስራሕ እቲ ናይ መጨረሽታ ብቕዓትካ እተንጸባርቐሉ' ክኸውን ከምዘለዎ እዩ። ውዒሉ ሓዲሩ ምዩዝ ይበልዎ ዋላ ግኢ፡ውቃብ ይበልዎ ቀሲእቲ ስነ-ጥበበኛ መንፈሱ ጸሚቑ ንኣንባቢ ሓደ ዝስተ ወይ ዝብላዕ ንባብ ከበርክት እንከሎ እዩ። እቲ ጻዕሩን ጥበቡን እዩ ተምሳጥ ዝፈጥር። ኣነስ ሙዩዝ ኣይዓለበትንን እሞ ዝጽሕፎ ዘበለ ዋጋ የብሉን ኢልና ተስፋ ክንቖርጽ የብልናን። ናይ ኩሎም ፈላስፋታትን ናይ ስነ-ልቦና ምሁራትን ብዛዕባ ተምሳጥ ዝበልዎ እንተርኢናዮ ኣብ ሓደ መደምደምታ ዝዓለበ ኣይኮነን። ኣቀዲሞም ተምሳጥ ዘየሕድር ድርሰት ዘቕረቡ ደረስቲ ዓለምና ድሕሪ ግዜ ኣዝዩ ተምሳጥ ዘለዎ ድርሰት ከቕርቡ ተራእዮም እዮም። በንጻሪ ኣብ መጀመርታኦም ተምሳጥ ዘሕድር ጽሑፍ ዘቕረቡ እውን ኣብ ካልኣይ ወይ ሳልሳይ ተምሳጥ ዘይብሉ ድርሰት ዘቕረቡ ኣይሰኣኑን። ስለዚ ንድርሰት ዝተበገስካ/ዝተበገስኪ ተስፋ ከይቆረጽካ/ ከይቆረጽኪ ንተምሳጥ ጸዓር ወይ ጸዓሪ። ዓወት ድማ ድሕሪ ክቱር ጻዕሪ'ያ ትርከብ።

ሓደ ክዝንጋዕ ዘይብሉ ግን ብዘይ ተምሳጥ መጽሓፍ ጽሒፈ ክትብል ክትደፍር የብልካን። ኣብ'ዚ ናይ ዘመን ቴክኖሎጂ እዋን ተምሳጥ ዘለዎ መጽሓፍ ጽሒፍካ እውን ንጋዳ'ዩ፡ ምኽንያቱ እቲ ውድድር ምስ ብርክት ዝበሉ ተወዳደርቲ እዩ። እቶም ተወዳደርቲ ኣዝዮም ፈተንቲ መለሳ ዘቕርቡ ናይ ግዜና ውጽኢት እዮም። ልክዕ ከምቲ ናይ ቀደም እቲ ውድድር ምስ ሰብ ከማኻ ደራሲ ጥራይ ኣይኮነን። 'እዚ መጽሓፍ እዚ ብድምጺ እነህለኩም' ዝብል 'ብፊልም እውን ኣለኩም' እናበለ ዘቃጭል ድምጺ ፍቕድኡ ከምዘሎ ምርዳእ የድሊ።

# “መጽሓፍ ቀይር!”

ምሉእብርሃን ሃብታይ

“ኣንታ ቆልዓ እንታይ ደኣልካ ሕጂ’ኸ ናይ ራብዓይ ክፍሊ መጽሓፍ ተንበብ፣ ናብ ሓሙሻይ ክፍሊ ሓሊፍካ’ዶ ኣይተንካን” ነገር ውላዳ ዘይብርሃላ ሰበይቲ ንውላዳ ነድሪ ሓዊሳ ሓቲታቶ።

እቲ ወዳ ድማ “ኣንቲ ማማ እዚ ናይ ራብዓይ ክፍሊ ትምህርቲ ኣዝዩ እዩ ዝብርሃኒ ጠቕለለ ገዲፈዮ ናብ ካልእ ክፍሊ ክሰግር ኑብሰይ ኣይገበረለይን።” ክብል፡ ማሰደመም ዝኾነ ምላሽ መለሰላ። ናይ ራብዓይ ክፍሊ ትምህርቱ ብዮዘቱእ ዛዚሙ ሽልማት ዝዎተረ ቆልዓ እዩ። ናብ’ቲ ዝቕጽል ቀጻሊታት ህይወት ከይሰገረ፡ ዓመት ዓመት ምስ ሓደስቲ ቆልዑ ተወዳዲሩ ሽልማት ምዕታር ተበራህዎ።

ሓደ ካብ ሕጊታት ናይ ፊዚክስ “ነገራት ኣብ’ቲ ዝለመድዎ ኩነተ ህላወ ናይ ምቕጻል ዝምባለ ኣለዎም” ይብል። በዚ ክልሰ ሓሳብ’ዚ መሰረት፡ ሓንቲ ደው ኢላ ዘጸንሐት ማኪና ንኽትንቀሳቐስ ብዙሕ ዝበለ ጸዓት የድልያ። ሓንቲ ኣብ ምንቅስቓስ ዘጸንሐት መኪና ደው ንኽትብል’ውን ከምኡ፡ ብሓይሊ ልጓም እያ እትቕወም። እዚ ኣበሃህላ’ዚ ድማ ኣብ መካይንን ግኡዛት ነገራትን ጥራይ ኣይተሓጽረን ዘሰርሕ። ኣውራ’ኳ ኣብ ባህሪ ሰባት ብዝለዓለ መልክዑ ይንጸባረቕ። ኣብና ኣብ ደቂ ሰባት፡ ኣብ’ታ ሓንሳብ ዝመለኽናያን ውሕስነት ትህብ ኮይና እትስመዓና ኩነተ ህላወ ናይ ምጽናሕ ዝምባለ፡ ብዝለዓለ መልክዑ ይረኣ።

ኣብ ራብዓይ ክፍሊ “ጥዑም” ዝበሎ ህይወት ዘስተማቐረ ውላድ ንራብዓይ ክደጋግሞ ይደሊ። ናይ ኮሌጅ ትምህርቱ ዝዛዘመ መንእሰይ፡ ኑዩም ግብራውያን ብደሆታት ህይወት ፊት ንፊት ከይገጥም፡ ኣብቲ ኮሌጅ ተዓቚቡ ክቕጽል ይደሊ። ሓደ ንሓያለ ዓመታት ኣብ ስልጣን (ወይ’ውን ስራሕ) ዝሰርሐ ሰብ፡ እቲ ስልጣን ከም ናይ ህይወቱ ርስቲ ክሪኦ ይጅምር’ሞ፡ ንዘኸቃንቕዎ ባእታታት ከም ጸላእቲ ይቖጽሮም። ኣርባዓ ዓመታት ዝመሃረ መምህር፡ “ሎሚ ምስ ቴክኖሎጂ ኣገባብ ኣመሃህራ ተቐይሩ እዩ፡” እንተበልካዮ “እምብለይ!” ይምልስ። ሓደ ናይ “ፍርሂን ህድማን” ጠባዩ ዘማዕበለ ሰብ፡ “ኣጆኻ ሕጂስ ተራጋጊእ ኩነታት ይቕያየር ኣሎ” እንተበልካዮ፡ “ኣይኣምንን!” እያ መልሱ። እቲ ብስኩ-ኣእምሮኡ ዝሰኣሎ ብርቱዕ ሃዲ ኣራዊት፡ ንኽንደይ ዝኸውን ሜትሮታት ከምዘኸየዮ ንኽጽንዕ’ውን ግዜ ኣይረኽቦን። ኣብ’ታ ዝመለኻ ኩነተ ህላወ ይቕጽል።

ብኣፍና ጥራይ ደኣ እናኾና እምበር፡ “እከለ በሊሕ ሰብ እዩ፡ ኣብ ለውጢ ዝኣምን ኣተሓሳስባ እዩ ዘለዎ” ንብል ኢና። እዚ ኣበሃህላ’ዚ ዝበዝሕና ሰባት ንለውጢ ከምእንፈርሆ የመልክት። ንጸቡቕ ይኹን ንሕማቕ ብዘየገድስ፡ ናይ ለውጢ ፍርሂ ኣሎና። ቡበውሽጥና፡ እቲ ንለውጢ ድሉው ምኳኑ ገለ ሓሞት ከምዘድልዮ ስለእንኣምን ከኣ ኑዩም ውሑዳት ናብ ለውጢ ገጾም ዝደፍኡና ሰባት ነድንቖም። ኣብ ዝበዝሕ ተርእዮታት ድማ ኣቕዲምና ምስ ኣዋረድናዮምን ዝኣኸለና ምስ ኣሕሰርናዮምን እዩ። እዚ’ውን ንእሾቶ ክፍተት ዘለዎ ኣእምሮ እንተተረኺቡ እዩ።

ቻርለስ ዳርዊን እተባህለ ኩልና ብኣካዳምያዊ ትምህርቲ ዝሓለፍና መንእሰያት እንፈልጦ ሊቅ፡ “ካብ ዓሌታት ዝያዳ ናይ ምስራር ተኽእሎ ዘለዎ፡ እቲ ዝሓየለ ወይ’ውን እቲ መስተውዓሊ ኣይኮነን። እቲ ዝሰርር’ሲ እቲ ንለውጢ ድሉው ዝኾነን ኣብ ዝተቐያየረ ኩነታት ናይ ምንባር ተኽእሎ ዘለዎን እዩ።” ይብል። በዚ ክልሰ-ሓሳብ እዚ መሰረት፡ እቲ ብሓንቲ መንገዲ ክኸዓዝ ዝፍትን ኑታ ኣገባብ እቲኣ ክሰርሕ ዝኽእል ሃዋህው እንተተፈጢሩ ጥራሕ እዩ ዝቕጽል። ደጋዊ ኩነታት እንተተቐያየረሞ፡ ኑቲ ውሽጡ ኣመሓይሹ ክቕርቦ ስለዘጸገሞ፡ ንሞት ይቃላዕ። ንህሉው ወድዓዊ ኩነታት ኣንቢቡ፡ ምስ መድረኽ ዝቃዶ መንገዲ ዘይመሃዘ ፍጡር እምበኣር፡ ኑበሰ ቕትለት ከምዝፈጸመ እዩ ዝሕሰብ።

ብኣብኦት እዩ ቀሊል፡ መሰለና። ሓደ ወደ’ስመራ፡ ሓንቲ ተመልክዓለይ እያ ዝበላ ጎፍጓፍ ጃኬቱ ለቢሱ ኣብ ባጽዕ ክቕኒ ኣይክእልን እዩ። ሓደ ወዲ ባጽዕ ከኣ፡ ረቒቕ ማልያኡ ተኸዲኑ ብጕደናታት ኣስመራ ክመላለስ ክቕኒ ኣይክእልን እዩ። ሕጊ ባህሪ ከምኡ እዩ ዝእዝዞ። ወዲ ሰብ፡ ዝኾነ ምስ ኣከባቢ’ኻ ተመሳሲልካ ናይ ምንባር ተኽእሎ ዝመለኸ ፍጡር ስለዝኾነ ልዕሊ ኩሎም ፍጡራት ናይ’ዛ ምድሪ፡ ኣብ’ዛ መሬት ኣስፋሕፊሑ ግዝኣቱ ኣዊጁ ይነብር ኣሎ። ኑዩም ካልኦት እንተደለየ የብርሶም። ጸንሒ ኢሉ ከኣ “ክዕቅቦም እየ” እናበለ ከም ብሓድሽ የራብሖም። ከምኡ እናበለ ኸኣ፡ ሓንሳብ፡ “ምፍራስ ኣከባቢ” ካልእ ግዜ ድማ “ምዕቃብ ኣከባቢ” ዝበሉ ዛዕባታት እናለዋወጠ ንዓለም ከገዝኣ ይነብር ኣሎ። ምኽንያቱ፡ መጽሓፍ ናይ ምቕያር ክእለት ዘተዋህቦ ፍጡር እዩ። ዓቢ ዕድል እዩ።

“ንለውጢ ግን ምስተመሃኻዮ ብኸመይ ኢኻ እትኸዶ ወይ ትፈጥሮ?” ዝብል ሕቶ ንዝበዝሕና መንእሰያት ኣገዳሲ ሕቶ እዩ። ሊቃውንቲ ናይ’ዛ ዓለም፡ እዚ ዝኸውን መንገድታት’ውን ኣይሰኣናዮምን እዩ። ገለ ካብቲ ፍሉጥን ፍቱንን ሓሳባት፡ እዚ ዝስዕብ ይመስል። “ንክውንነት ስለ ዝጸላእካዮን ዝተቓለስካዮን ኣይትቕይሮን ኢኻ። ንሓደ ነገር ክትልውጦ እንተደሊኻ፡ ብኻልእ ሞዴል ወይ ኣርኣያ ኢኻ ትትክኦ። ኑቲ ብላይ ክውንነትካ ክትሓስበሉ’ውን ኣየድሊን። በዚ ኸኣ እቲ ኣረጊት ክውንነት ብላይን መዓልቱ ዝሓለፎን ምኳኑ ይረጋገጽ እሞ፡ እቲ ሓድሽ ክውንነትካ ክሰርሕ ይጅምር።” ሓንቲ ኣደ፡ ብዘዕባ’ታ

ኣረጊትን ዝኾሉትን ፋርኔሎኣ ንደቂ ዕቑባ ኣኪባ ኣዕልል ስለዘወዓሉተንን ስለዘማረረትን ዝቐየር ነገር የሎን፡፡ እታ ኣደ፡ ገዛዉብ ከተቐምጥን በዚ ከባቢ መደበር (ኣስመራ) ተዛዊራ ድማ፡ ሓደሽ ፋርኔሎ ክተሰርሕ እንተጀመረት ግን፡ ብርግጽ ዝቀያየር ነገር ክህሉ እዩ፡፡ ስለ'ዚ ክቀያየሩልካ እትምጽዎም ነገራት እንተልዩምኻ፡ እቲ ሕጊ፡ "ቅድም መጽሓፍ ቀይር" እዩ ዝብል፡፡ በቲ ኣረጊት ክውንነትካ ሓደሽ ነገር ክትፈጥር ኣይክኣልን እዩ፡፡

መጽሓፍ ምቕያር ብዙዙሕ መለክዒታት ክረአ ይኽእል እዩ፡፡ ውሳኔታት ህይወትካ፡ ካብ ጽልእን ምትህልላኽን ዝመንጨወ እንተኾይኑም ናብ ውሽጥኻ ተመለስካ ምርኣይ እዩ ፈውሱ፡፡ ንኣብነት፡ በዚ ሎሚ ዝረአ ዘሎ ጥበበ ህይወት፡ ኣብ ሓቅታት ዝተመርኰሰ እንተኾይኑ፡ ዕላማ ዘለዎ እንተኾይኑ፡ "እቲ ዝምብርኽኽ እዩ ሓያል፡" ይብሃል ኣሎ፡፡ "እቲ ንስምዒታቱ ተቖጻጺሩ ዝኽእል እዩ ሓያል፡" ይብሃል ኣሎ፡፡ እቲ ኩሉ ግዜ ንኻልኦት ንኽምብርኽኽ ከም ዕላማ ነኺሱ ዝብጽሕ ግን፡ ወዲሉ ሓዲሩ ንርእሱ ምንብርካኹ ኣይተርፎን እዩ፡፡ ዝሓየለ ግዚኢና፡ ኣብ ውሽጢ መንፈስና እዩ ዝርከብ፡፡ ቅድሚ ገለ እዋናት እንተረኣና ግን፡ እቲ ዘምበርከኸን ጽልኢ ዝበሃል ኣምር ኣብ መስትያቱ ጉዚሩ ዝጸደን እዩ ሓያል ዝበሃል ዝነበረ፡፡ በቲ ናይ ቀደም ቋንቋ፡ መሰልካ ንኽትረኽብ ንግጥም ትዓሎ፡ እዩ ዝነበረ፡፡ በዚ ናይ ሎሚ ግን፡ መሰልካ ንኽትረክብ፡ ኑቲ ዝዕምጸካ ኣካል ትጽመሞ እሞ ተረብርቦ፡፡ ኣብ መወዳእታ እቲ ዝግበኣካ ነገር ፈትዩ ጸሊኡ ይህበካ፡፡ ኣብ ዘሎቕሉ እንተረኣና፡ እዚ ናይ ዲሕረዋይ ዘበን ጥበብ ኣዝዩ ሓያል እዩ፡፡ ምኽንያቱ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጸወታ ካብ ኣካላዊ ጸወታ ይብርትዕ ፡፡

ኣብ'ዚ ናይ ሎሚ ጥሉል ክረምቲ እዚ ከባቢ ቀርኒ ኣፍሪቃ መጽሓፍ ይቕይር ኣሎ፡፡ ሓደሽ መጽሓፍ፡፡ እዚ ሓደሽ መጽሓፍ እዚ ድማ፡ ኣንበብም ዝኽእልዎ ሓደስቲ ምዕቡላት ዜጋታት ይጠልብ፡፡ ምስ ግዜ ዝኸዱ፡ ኣራእሶም ክልሰ ሓሳብ ዝጸውሩ፡፡ ዝ. ክልሰ ሓሳብ እዚ ከም ሰብት ክንበቕዮ እንተኽኢልና፡ ከም'ቶም ሰብ ኤሲያ ኣብ ውሽጢ ሓጺርቲ ዓመታት ዓቢ ናይ ቁጠባ ዝላ ናይ ምርኣይ ዕድል ኣብ ቅድሜና ተዘርጊሑ ይረአ ኣሎ፡፡ ኑቲ ክልሰ ሓሳብ እንተዘይብቒዕናዮ ግን፡ እቲ ዕድላትና ናብ መርገም ናይ ምቕያር ተኽእሎ ኣይሰኣኖን እዩ፡፡ ብጥበእ ተረዲእናዮ እንተሊና ከኣ፡ ቀንዲ ሕመረት ናይ'ዚ መጽሓፍ እዚ፡ "ኣነ ክኑብር ንሸኻ ንበር" ዝብል እዩ፡፡ "ንዓኻ እንተዘይጥዒሙካ፡ ንዓይ'ውን ከምዘይጥዕመኒ ተማሂረ እለኹ፡ " ዝመጠቕለሉ እዩ፡፡ ብኻልእ ኣበሃህላ ከኣ፡ "ልክዕ ከም'ቲ ንዓይ ልቢን ርእሲን ዘሎኒ፡ ንዓኻ'ውን ከምዘሎካ ተሰዊጠኒ ኣሎ" ማለት እዩ፡፡

ብተመኩሮና ይኹን ብኽልሰ ሓሳብ፡ ከም'ዚ ዝኣመሰለ ሓደሽ መጽሓፍ፡ ወጽኢት ናይ ብዙሕ ውሽጣዊን ደጋዊን ጎንጺ እዩ፡፡ ሰውራ ዝበልዎ'ውን ሓቆም እዮም፡፡ ሰውራ ድማ ዕጥቃዊ ይኹን ኣእምሮኣዊ ንለውጢ መሰረት ጌሩ ዝዕየ እዩ፡፡ እቲ ዋጋታቱን መስገደላቱን ከኣ፡ ኣብ ዝኸሪ ኣእምሮ ኩልና ህያው ኣሎ፡፡ ከም ሰባትን ከም ሕብረተሰብን መጠን፡ ኑቲ ዝሓለፈ መድረኽ መሊኽናዮ ብህይወት ክንሰርር ካብ ከኣልና ድማ፡ ዝ. ሓደሽ መጽሓፍ ንብቕዕ ሰብት ኩንና ክንርከብ ርትዓዊ ይኸውን፡፡ ምኽንያቱ፡ ንሕና ወጽኢት ናይ ተሞክሮና ስለዝኾንና፡፡ እቲ ብቖዓት ካብ'ቲ ሕሉፍ ተሞክሮ እዩ ዝመጽእ፡፡ መጽሓፍ ምቕያርን ዘይምቕያርን ግን ምርጫ እዩ፡፡

እቶም ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝነብሩ ንዖና ዝመስሉ ሕብረተሰባት፡ ኑቲ ስምዒታትና ዝመሳሰል ስምዒታት ዘለዎም፡ ከምቲ ጸገማትና እንብሎ ኣናቶም ጸገማት ዘለዎም፡ ከምቲ ዕላማና እንብሎ ኣናቶም ዕላማታት ዘለዎም፡ "ንሕና ክንነብር ንሸኹም'ውን ብሰላም ንበሩ!" ክንብሎና ጀሚርናዮም፡፡ እዚ ድማ ብቐዓትና ካብ ከምዝበለ የመልክት፡፡ ኣተሓሳስባና በሪኹ ይረኣዮም ከምዘሎ የመልክት፡፡ ኣብ ታሪኽ ዝምድናታት፡ ክልተ ኣናቶም ዝመጣጠን ኣራእስን ልብታትን ዘለዎም ነጻ ዝኾኑ ኣካላት እዮም ብፍቕሪ ተቛሪናም ክነብሩ ዝመርጹ፡፡ ናይ ግዚእ ርእሱ ናጽነት ዘዩብሉ ኣካል፡ ኣብ መሰርሕ ዝምድና ክኣቱ ኣይክእልን እዩ፡፡ ዕላማ ዘዩብሉ ኣካል፡ ናይ ካልኦት ዕላማ ክርድኦ ኣይክእልን እዩ፡፡

ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ሰላም ዘለዎን ናብ ምዕባለ ገጻ እተቓምትን፡ ንእሽቶ ኤርትራ እትብሃል ምጭውቲ ሃገር ክንዕቅብ ስለዝኸኣልና፡ ሃገራት ቀርኒ ኣፍሪቃ ንሃገርና ንፍቕሪ ኩሓታኣ ንርኢ ኣሎና፡፡ ንሓዳር ደዩ ንዙረት ከኣ ቀስ ኢልና ንመሃሮ ይኸውን፡፡ ባህግታትና፡ ዜጋታት ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣስተውዒሎምሉ ግዲ ኮይኖም፡ ምስ'ቲ ባህግታቶም ከዋስበዎ ከምዝምዱ ንሰምዕ ኣሎና፡፡ ብቕደሙ'ውን እቲ መሪትና ቅርጺ መፍትሕ እንደዩ፡ እቲ ንቤደሆታት ቀርኒ ኣፍሪቃ መፍትሒ ዝኸውን ሓሳባት ኣብ ውሽጡ ዓቢጡ ግዲ ጸኒሑስ ይንገድ ኣሎ፡፡ እዚ መጽሓፍ'ዚ ንኽየገንጸል፡ ክንደይ ህይወት ክቡራት ሰባትን፡ ክንደይ ዕድላት በላሕቲ መንእሰያትን ከምዝሓለፉና፡ ንሰዩት ንገደፈሎም፡፡

መጠቓለሊ ሓሳብ ናይ'ዚ ጽሑፍ፡ ለውጢን ኣሰራርሓኡን ዝብል ርእሰ ነገር ዝነበረ እዩ፡፡ "ምስ'ዚ እንረአ ዘሎና ምቕይያራት ዘለዎ ሃዋህው፡ ንሕና መንእሰያት'ከ ኣእምሮና ከመይ ይቃኒ ይህሉ፧" ዝብል ሕቶ ዘጠሮ ጽሑፍ እዩ፡፡ ኣብ ለውጥታትና ዋንኡት'ዶ ይስመዓና፤ ዋንኡት ብዙሳትፎን መርገጺኻ ብፅምንጻርን ከምዝረጋገጽ መቸም መሃሪ ኣየድልየናን፡፡ ረብሓቲ ናይ'ዚ ለውጥታት እዚ ንኽሽከውን ኑቲ ብደገ ዝመጸና ዘሎ ብናትና ናይ ውሽጥና ለውጥታት ደሪዕና፡ ውሽጣዊን ደጋዊን ሰላም ረኺብና ንኽንነብር፡ ንእሽቶ ሓሳብ ንምክፋል እዩ፡፡ መጽሓፍና ናይ ጽልኢን ቂምን እንተኔሩ ብፍቕሪ፡ መጽሓፍና ናይ ጥልመት እንተኔሩ ብእምነት፡ መጽሓፍና ናይ ህርፋን ስልጣን እንተኔሩ ብህርፋን ስልጣኑ፡ መጽሓፍና ናይ ጸቢብ ወገናዊ ጉጅለ እንተኔሩ ናብ'ቲ ገፊሕ መኣዲ፡ መጽሓፍና ናይ ጃህራን ፈኸራን እንተኔሩ እስከ ቁሩብ ድንን ንበል፡ መጽሓፍና ናይ መረረ እንተኔሩ ናብ'ቲ መፍትሒ ሓሳባት ገጽና እስከ ክንሲጋገር ንፈትን ንምባል እዩ፡፡ ምዝኽኻር እንተድልዩ ከኣ፡ እዚ ሕጂ ንረአ ዘሎና ፍጻመታት፡ መጀመሪ ናይ'ቲ፡ "መድረኽ ፍጹም ተኽእሎታት፡" ተባሂሉ ብሊቃውንቲ ዓድና ከም ትንቢት ተመሲሉ ኣቐዲሙ ዝተነገረና መሪሕ ሓሳባት ይመስል፡፡

"እዋን ኣሎ፡ ዘድልየካ ነገራት ባዕልኻ እትፍጽመሉ፡፡
ካልእ እዋን ከኣ ኣሎ፡ እቶም ዘድልዩኻ ነገራት ባዕሎም
ንኽፍጸሙ ሰቕ ኢልካ እትዕዘበሉ፡፡"

# ጓልን ጎልን

ሙሴ ብርሃነ

ፈለማ . . . ሰብ ኣብ ጓል ይውለድ። ዋላ እኳ ናይ ሰብኣይን ሰበይቲን ውጽኢት እንተኾነ፡ ስፍራኡ ንሳ እያ። ፈጣሪ ኣብ ማህጸና ንዘንበረላ ፍጥረት ብመንገዲ ዕትብቲ ኣቢላ ቀለብ ትልእከሉ። መዓልቲ ምሕራሳ ክሳብ ዝኣክል ተጾኽሎ። ምስ ተወልደ እውን ኣካላዊን ስነልቦናዊን ብቐዓቱ ኣብ ምምዕባል ኣዝዩ ልዑል ዝኾነ ተራ ኣለዋ። እቲ ቐልዓ ዝሰንቖ ሐዙ ናይ ህይወት ሽቶኡ ኢሉ ዝሓስቦ ንኽከናውን ይልዓል። ኣብዚ ከይተላዕለ ክተርፍ ዘይብሉ ናይ ዘመናት ክትዕ ኣሎ። እዚ ክትዕ Nature vs. Nurture ‘ተፈጥሮ ዶ ኣተዓባብያ’ ዝብል እዩ። ኣብ’ዚ ክትዕ ናይ ሰብ ባህሪ ዝውሰን ብተወርሶ ካብ ዝመጽእ ሓበሬታ (Gene) እዩ ዝብል ብሓደ ወገን ኣሎ። በቲ ካልእ ወገን ከኣ ናይ ሰብ ባህሪ ዝውሰን ብዘረኽቦ ኣተዓባብያ ወይ ኣተኣላልያ እዩ ዝብል እዩ። በዚ ተባህለ በቲ ግን ናይ ኣደ ጽልዋ ኣብ ልዕሊ ውላዳ ኣመና ጉሉሕ እዩ። ምኽንያቱ ኣደ ኣብ ተፈጥሮን ኣብ ምዕባይን ኣላ። ስለዚ እቲ ዝተወልደ ቆልዓ ንመጻኢ ዝሓስቦ ቅርጺ ናይ ህይወትን ዓወትን በታ ጓል(ኣደ) ዝህልዎ ጽልዋ ኣዝዩ ዓቢ እዩ። እዚ እቲ ናይ መጀመርታ ጓልን ጎልን እዩ።

ጸኒሑ . . . ሰብ ምስ ተማህረን ምስ ተመራመረን፡ ምስ ሰርሐን ምስ ቋጸረን ጓል ምንዳዩ ዘይተርፍ እዩ። ናይ ዝምድና ሸውሃቱ ዝኽፈተሉ ዕድመ ስለዝበጽሕ ዝሓሸ ናይ ፍቕሪ መኣዲ ዘለዎ ናብራ ይሓስብ። እዚ መድረኽ እቲ ወዲ ዝበለጸ ዝብሎ ናይ ህይወት ሽቶ ሐዙ ዝለዓለሉ እዩ። ክሳብ ሽዑ ዝተመሃሮ፡ ዝተመኮሮ፡ ዝሓለሞን ዝዓለሞን ኣብ ሽቶ ንምብጻሕ ምህላው እታ ጓል ኣዝዩ ልዑል ግደ ከም ዘለዎ ስለዝሓስብ እዩ ዘናድያ። ተፈጥሮ እውን ብዘይ ብኣኣ ዝጎድሎ ነገራት ብዙሓት ክኾኑ ከም ዝኽእሉ እናኣለበሞ ስለዝመጽእ እዩ።“ኣብ ድሕሪ ነፍሲ-ወከፍ ንፋዕ ሰብኣይ ሓንቲ ንፍዕቲ ሰበይቲ ኣላ. . .” ከም ዝብልዎ እዩ። ‘ድሕሪኡ’ ንምፍጣር ወይ ንምግሃድ ዝጉብኦ ስራሕ እዩ እንተተባሂሉ ልክዕ እዩ። እዚ እቲ ወዲ ኣብ ህይወቱ ካልኣይ ግዜ ዘካይዶ ካብ ጓል ናብ ጎል ዝበሃል ጉዕዞ እዩ።

ካብዚ እንታይ ንመሃር? ሓደ ግዜ ምስ ሓደ ሰብ የዕሊለ። ነዊሕ እዋን ዝገበረ ኣፈ-ታሪኽ እየ ዝኸውሮ ነይረ። ኣብ መወዳእታ “ካብዚ ታሪኽ እንታይ ንምሃር?” እንተበልክዎ “እዛ ታሪኽ እኳ ቅድሚ ሕጂ ሰሚዐያ ነይረ እየ። እቲ ኣድጊ ዘይኮነ እቲ በጊዕ ንቕድም ዝመውት እዩ ዝመስለኒ ነይሩ።” ኢሉኒ። እቲ ታሪኽ ካብ ኣድጊን በጊዕን ኣውጺኡ ናብ ህይወትን ናብራን ኣይወሰዶን ነይሩ ማለት እዩ። እንተዘይኮነ ናይ ኣባጊዕን ኣእዱግን ታሪኽ ብምእካብ ‘ናሽናል ጂኦግራፊ’ ንኽሰተማቕር ኢለ የዕልሎ ኣይነበርኩን። ንምኻኑ ካብዚ እንታይ ኢና ንመሃር?

**ምህሮ**. . .

“ጎል” ዝብል ቃል ብዙሕ ሰብ ዝፈልጦ እዩ። እቲ ፍልጠት እንግሊዘኛ ካብ ምጽናዕ ዝተላዕለ ዲዩ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ፕሪሚር-ሊግ እንግሊዝ ብዙዛሒ ካብ ምምልካት? ርግጸኛ ኣይኮንኩን። ናይ መዝገበ ቃላት መጽሓፍ ነዚ ጎል(goal) ዝብል ቃል ክፈትሖ እንከሎ “ሽቶ፡ ዕላማ፡ ማዕጾ ናይ ኩዕሶ” እናበለ እዩ ዝኸይድ። ዝኾነ ኮይኑ ጋንታኻ ወይ እትድግፋ ጋንታ ጎል ክተመዝግብ ጸቡቕ እዩ። ኣብ ህይወት ጎል ክህልወካ ከኣ ኣገዳሲ እዩ። ጓል ክትህልወካ እውን ኣመና ጸቡቕ እዩ። ዚያዳ ጸባቒ ዝርከብ ከኣ ጓልን ጎልን ምስ ዝተኣሳሰራ እዩ። ሙብርሂ . . .

**ጓልን ጎልን** - 1

ናይ ምዕባይ ስነ-ልቦና (Developmental Psychology) ዘጽንዑ ብዙሓት ተመራመርቲ ከምዝገልጽዎ ናይ ኣደን ውሉዳን ዝምድና ካብ ቅድሚ ወሊድ ከም ዝጅምር እዩ። እታ ኣደ ኣብቲ ግዜ እቲ እትወስዶ መግቢ፣ እትጉብሮ ምንቅስቓሳት፣ እትለብሶ ኣልባሳትን ካልእን ኣብ ዕቤት እቲ ቖልዓ ፋይዳ ኣለዎ። ነታ ኣደ ዘጋጥማ እወታዊ ወይ ኣሉታዊ ተመኩሮ እውን ምስ ስነኣእምሮኣዊን ኣካላዊን ዕቤት እቲ ቆልዓ ምትእስሳር ኣለዎ። ብዙሕ ግዜ ዝነገር ጥንስቲ ወይ ነብሰጾር ምኽንኛን ዝብል ናይ ሰብ ሞያ



ጥዕና ማዕዳ እውን፡ ኣብ ውሽጢ እታ ኣደ ዝዓኩኽ ዘሎ ሱብ ሰለዘሎ እዩ፡፡ እዚ ሱብ እዚ ከኣ ናይ መጻኢ ህዝቢ እዩ፡፡ ዝሓሸ ህዝቢ ንምፍጣር እምብኣር ኣብ ኣካላዊ፡ ልቦናዊን ኣእምሮኣዊን ጥዕና ኣደ ንዞወበር ጥንቃቐን ክንክንን ኩሉ ሕብረተሰብ ክሳተፎ ዘለዎ ምኽኑ ምንጋር ዘየድልዮ እዩ፡፡ ጥዑይ ኣካል፡ ልቦናን ኣእምሮን ዘለዎ ዜጋ ምፍራይ ድሕሪ ምውላድ እውን ዝጠልቦ ጠለብ ሰለዘሎ ከኣ ከም ኡ ኣሉ እናቐጸለ ዝኸይድ ምኽኑ ግድን ክረጋገጽ ዘለዎ እዩ፡፡

ኣብ እዋን ህጻንነት ዝተፈላለዩ ነገራት ብዓቕሙ ክርኢ፡ ክፈሊ፡ ክፍትንን ኪጋጠን ምግባር ንሓደ ቆልዓ ኣብ ዝመጽእ ህይወቱ ኑብሱ መሊኹ፡ መኣዘኑ ኣስተኻኺሉን ሓላፍነት እውን ወሲዱን ኽጉዓዝ ዝጉብሮ እዩ፡፡ እዚ ከኣ ካብ ዕላማ ዘለዎን ንቕሕቲን ኣደ ወይ ኣላዩት እዩ ዝርከብ፡፡ ከም ዚ ዝበለት፡ ንሱፍሲ ወከፍ ናይ ውዳ ምንቅስቓሳት እትከታተልን እትቕይሰን ኮይና፡ ብኸመይ ዝበለ ኣንፈት እቲ ቆልዓ ንመጻኢ ክጉዓዝ ምኹኑን ኣብ መንገዱ እንታይ ዓይነት ሓገዝ ይደሊን ከኣ ተጸንዕ፡፡ ኣብ ቅኑዕ መስመር ምህላዉ ንምርግጋጽ ከኣ ሓገዞት ተወፊ፡፡ ዕላማ ዘለዎን ብቑለሉ ዘይድርኸሰን ሱብ ከኣ ንሕብረተሰብ ተበርክት፡፡ ናይ ኣደታቶም ኣበርክቶ ብኹብሪ ዝገልጹ ብዙሓት ዕዉታት ምስማዕ ካብዚ’ዩ ዝበገሰ፡፡ እቲ ምህሮ ክርድኦ ዘይክእል ደንቆሮ ተባሂሉ ተጸሪፉ ኣብ ቁልዕነቱ ካብ ቤት ትምህርቲ ዝተሰጎ ቶማስ ኤዲሶን ናይዚ ምስክር እዩ፡፡ ምኽንያቱ ኣዚ ልዕሊ 1000 ምህዞታት ዝመሃዘ ሊቅ ኣብ ገዛኣ መባእታዊ ትምህርቲን ምንባብ መጻሕፍቲን ምሂራ ናብዚ ጥርዚ ብቕዓት ዝመርሓቶ ኣደኡ እያ፡፡

ናይ ማይክል ፋራዳይ ታሪኽ ህይወት ዝጸሓፈ ፒርስ ዊልያምስ ብዛዕባ ኣደ ማይክል እንክገልጽ “ብኣንጻር እቲ ኣብታ ስድራ ዝሰበረ ከቢድ ድኽነት ማርጋሪት እታ ቐንዲ ምርኩሰ እያ ነይራ፡፡ ንሳ በዞን ቁራብ ኣታዊ ናይታ ስድራ ህይወት ከም ዝቐጸለ ገይራ፡፡ ልዕሊ ኩሉ ግን ኑቲ ሕሳስ ልደ ወዳ ማይክል ድልዱል ዝኾነ ስምዒታዊ ውሕስነት ሃልዩዎ ንኹሉም ናይ ህይወት ገጻት ዝምክት ኮይኑ ንኽወጽእ ዝገበረቶ ንሳ እያ፡፡” ይብል፡፡

ኣብ ዓለም ዝተራእዩ መብዛሕትኦም ብሉጻት ሰባት ናይ ኣደታቶም ሕልሚ ዝረኸቡ እዮም እንተተባህሉ ምግናን ኣይኮነን፡፡ ምኽንያቱ ኩለን ኣደታት ውሉደን ክዕብዩለንን ክበልጸጉለንን ዘለወን ድሌትን ሕልሚን ኣዝዩ ልዑል እዩ፡፡ እቲ እንርእዮ ብሉጽነት እምብኣር ናይ እተን ኣደታት ሕልሚ እንክዋሃድ ምኻኑ እዩ፡፡ዘበን ምንጪ ህንጸት ሕብረተሰብን ሃገርን ዝኾና ደቂኣንስትዮ ከምዝበልሓ፡ ከምዝመሃራ፡ ከምዝንብባን ከምዝሽቅሓን ምግባር እምብኣር ንሰከንድ እኳ ክዝንጋዕ ዘይብሉ ሓቂ እዩ፡፡ ምኽንያቱ ሃገር ንሰከንድ እኳ ክትዝንጋዕ የብላን፡፡

**ጓልን ጎልን** - 2

ንሕናን ንሰንን በበይንና ኢና፡፡ እዚ ተፈጥሮን ሳይንስን እናተበራረዩ ክበልዎ ዝውዕሉ ሓቂ እዩ፣ ከም ማይን ጸባን ዝተፈላለየ ትሕዝቶ፡ ሕፍሱትን ባህሪን ዘለዎም ፈሳሲ፡፡ ማይን ጸባን ግን ክጸናበሩ ይኽእሉ እዮም፡፡ ሓደኦም ካብ ካልኣይ ንምፍላይ ክሱብ ዘይከኣል ይጸናበሩ፡፡ ንኽጸናበሩ፡ ግድን ክልተኦም ማይ ክኾኑ ወይ ከኣ ክልተኦም ግድን ጸባ ክኾኑ ኣይኮነን እቲ ሕቶ ቀመር፡፡ እቲ ቁምነገር ክልተኦም ክወሃሃዱ ዝኽእሉ ምኻኖም እዩ፡፡ እንተዘይኮነ ክልተኦም ሓደ ንዘኾኑ ነገራት ሓደ ክትጉብር ኢልካ ምድካም ዝተሰርሐ ግዛ ክትሰርሕ ኢልካ ከም ምድካም እዩ፡፡

ንኽልተ ሰባት ክጠምር ዝኽእል፡ ኣብ ሓደ መንጸፍ ካብ ምድቃስ ንላዕሊ ሓደ ዓይነት ሕልሚ እዩ፡ሕልምታቶም ወይ ናይ ህይወት መትከሉቶም ዝሳነ ምስ ዝኸውን ናይ ሓባር ረቛሒ ዘለዎም ወይ ከኣ ናይ ህይወት መስመራቶም ዝራኸብ ሰባት ይበሃሉ፡፡ ንኽልተኦም ዘራኽብ ኣለዎም፡፡ ናቱ ሽቶ ንሳ ትኣምነሉን ትድግፎ፡ ናታ ሽቶ ከኣንሱ ይደኽመሉን ይሰዋኣሉን፡፡ ጓልን ጎልን ኣብዘቃደዋሉ ከኣ ህይወት ፍሽኽ ምባል ትጅምር፡፡ ዓወት ማለት እዚ ምኻኑ ዘይሰማማዕ ክህሉ እዩ ምባል ዝከኣል ኣይመስለን፡፡

እቲ ጸቡቕ ሽኸኽ ናይ ዝምድና ከም ዘለዎ ይጽናሕ፡፡ ገለ ግን ብዛዕባ ጓልን ናይ ዝምድና ዝምባለኣን ኣሉታዊ ዘረባ ዝዘረቡ ኣለዉ፡፡ እዚ መብዛሕትኡ ግዜ መሰረታዊ ካብ ዝኾነ መጋጥምትኻ ናይ ዘይምንጻር ጸገም ዝበገሰ ዝመስል እዩ፡፡ ምኽንያቱ ዝምድና ጸቡቕ እዩ ዝበሃል ሓደ ሱብ ኑቲ ሓደ ናቱ ሱብ ክረኽቦ እንከሎ ጥራይ እዩ፡፡ካብዚ ወጻኢ ንካልእ ዘይብሱል ኣተና ዝዋበር ዝምድና ክቐንዕ እውን ኣይክእልን እዩ፡፡ እዚ ጸገም ንኣዋልድ ጥራይ ተጠቒሊሉ ክድርዓለን እውን ዘይምኽንያታዊ እዩ፡፡ ምናልባት ከምቲ ገለኦም ዝብልዎ ምስ ጓል ዝምድና ምምስራት ኣሸጋሪ እዩ ዋላ እንተበልና፡እዚ ሽግር ጥዑይ ኣእምሮ ዝለዎ ሱብ ከምቲ ፈላስፋ ዝበሎ የፈላስፎ እምበር ኣየዕብዶን እዩ፡፡ ምፍልሳፍ ሕማቕ ዲዩ? እቶም ጸግዒ ጸግዒ ዝኸዱ ብዙሓት እውን፡ እንተኾነ ዕረፍቲ እንተዘይኮነ ከኣ ፍልስፍና(ትዕግስቲ) ከምዛሩ ኢሎም ክኣትውዎ ኣለዎ ‘መስለኒ፡፡ ምኽንያቱ ዝሰኸረ በዓል መኪና እንተረኺበኪ ብምባል ኣብ መብራህቲ ትራፊክ(ሴማፎሮ) ንዘልኣለም ኣይንብር እዩ፡፡ እቲ ውሑስ መሳገሪ ኢጋር ኣሎ፡፡ እታ መብራህቲ ትራፊክ ቀጠልያ እትውልዓሉ ቅጽበታትከ ንምንታይ ይሕለፍ?!

**ጎልጎል** ...

ጎልጎል ማለት ሰጥ ዝበለ ሜዳ እዩ፡፡ ካብ ጎቦ ድሕሪ ምውራድ ወይ ሩባ ድሕሪ ምስጋር ብዛዕባ ኣብ ጎልጎል ዝዋበር መንገዲ ንምዝራብ ናይ ጂኦግራፊ ወይ ስነ-ምድሪ (Geology) ተመራማሪ ምኻን ኣየድልን እዩ፡፡ ብኽኡ ኣቢልካ ምኻድ ጥራይ እዩ ዘድሊ፡፡ ብዛዕባ ጓል ጎልን ንምዝራብ ከኣ ናይ ዝምድና ሳይንቲስት ምኻን ዝበል መምርሒ መፈራርሒ ኣይድልን እዩ መስለኒ፡፡ ሱብ ኑቲ ዝኑብሮ እንተ ኣስተውዒልሉ ብዙሕ ነገር ክመሃር፡ ክምህር፡ ክፍጽምን ክዕወትን ይኽእል እዩ፡፡ እንሆ ጎልጎል . . . .



## ዳየሪ

# ምልሶት ሳዋ ምስ ደሚቕ ዝኽሪ

### ሳዋ - 11ሓምለ 2018

ፈስቲቫል መንእሰያት ሎሚ ዓመት ንፈለማ እዋን ክሱተፍ ምስ ሓሰብኩ፡ ቀዲሞም ኣብዚ ዓይነይ ቅድል ዝበሉኒ ኣሃዱይ ነበርን ተናፈቕቲ ደቂ-ኣሃዱይን እዮም። ኣብ ዕድመይ ብብደረጃኡ ዝገጠሙኒ ሰብ ኹናቶም ዛንታ ኣብ ማሕፉዳ ዝኽረይ እናወቀጡ'ዮም ዝሓለፉ። ደቂ-ኣሃዱይ ከኣ ኣብ ኣገዳሲ ምዕራፍ ዕድመይ ምሳይ ሓቢሮም ብምንባሮም ፍሉይ ምዕራፍ ኣቕማጦም'ዮም።

ሳዋ ፈለማይ ኣብ እዋን ኩትትናይ'የ ወሪደያ። ኣብ'ቲ ካልኣይ ደረጃ እተመሃርኩሉ ቤት ትምህርቲ ካብ'ቶም ብዕድመ ዝኣሱ ሓደ ነበርኩ። ሳዋ ክንወርድ እንከለና ኸኣ ምስ ብዙሕ ሕንቃቐን ክንክንን'የ ዝወረድኩ። ቅድሚ ታዕሊም ምጅማሩ ካብ 15 ሓምለ ክሳዕ 15 ነሓሰ 2001 እቶም ብሓደ ብሓንቲ ኣውቶቡስ ካብታ ቤት ትምህርቲና እተበገስና ንሓደ ወርሒ ምሉእ ኢና ብሓደ ጸኒሕና። እቲ ናብ ሳዋ ክወርድ ዝተገብኣ ከሉ ምስ ወረደ ከም ብሓደሽ ተወዚዕና (ተመሓዲርና)። ካብ መማህርተይ ምሳይ ዝበጽሐ ሓደ'ኳ ኣይነበረን። ሕንቃቐን ክብለብን ደቂ ቤት ትምህርተይ ከም ዘይረኽቦ ግዲ ተረዲኡኒስ ሕንቐንቕ'የ ዝበልኩ። ብኸብኸ መጺኡኒ፡ ኣዒንተይ ንብዓት መሊአ። ዓቕሊ ጸቢቡይን ንብዓተይን ከውሕጥ ተቓሊሰ። ጉሮሮይ ልክዕ ሳማ ከም ዝውሓጠ ደማ ሓርሓሪኒ። ኣብ'ቲ ኣብሮኽና ተሰሪዕናዮ ዝበርና መስርዕ ብዙሓት ክንዳይን ካብይ ዝንእሱን ምስ ረኣኹ ግን ተጸናናዕኩ። ካብ ንሓድሕድና ምልላይ ዝበለጸ ኣማራጺ ንኸልና ኣይነበረናን'ሞ ተላለና።

እቲ ዝበረ ናይ ታዕሊም ኣዋርሕ ንሓድሕድና እንጸናንዓሉ ጥቕሲ ኣብ ትርኣሰይ ተሰቒላ ነበረት። ገለ ደቂ-ጋንታይ ክሳዕ ሕጂ ኣይረስዕዋን። እንተ ኣነ ግን ቤታ ኣብ መደቀሲ መራሒ ሓይሊና ዝበረ ሰሎሞን (በለዛ) ተጠቒዓ ዝበረት ጥቕሲ "ከቢድ ታዕሊም፡ ቀሊል ኩናት፡" እድናቐን እጸናናዕን ነበርኩ።



ታዕሊም ምርር ክብለኒ እንከሎ 'ጫሩ ብየቐማ ትሕጎም ደኣ ኩይኑና እምበር ዝመረረስ ካልእ'ዩ' እናበልኩ ነዛ ኑብሰይ ኣደዓዕሳ። ታዕሊም ምስ ጥዑም እዋን መተዓልምትይ ብሰላም ተዛዚሙ።

ዝተረፈ መወዳእታ ወርሒ ጥሪ ዶ ኸንዮ'ዩ ብብሓደ ሰብ ውሓደ ኩኑ። ስምዝትካ ተተጸውዕካ ሩዖኻ ጠቕሊልካ እናነብዕካ ምፍልላይ ኩይኑ። ኣሃን ገለ ብጾተይን ክሳዕ መወዳእታ ጸኒሕና፡ ድሕሪ ሰብኻ ምትራፍ መሪር'ዩ። እታ ንታዕሊም ኢልና ክንወዛዕ እንከለና ዝበረት ህይወት ደማ ተደግመት። ኣዕሩኽየ፤ ሳልሳ፡ ኣዋዜ፡ ኮሮንሾ፡ ሽጉርቲ፡ ... መማቕልተይ ክብርኣብ፡ የናታግን ብንያምን ብብሓደ ከዱ። ሽዑ ዝበረ ጽምዋ ክሳዕ ሕጂ ካብ ኣእምሮይ ኣይሃሰሰን። ብሓደ እንከለኻ ዳርጋ ዘየለኻ፡ ነገር ሰብኣይ ግዲ ገደርናዮ'ምበር ብበኽያት ምተነኽኽናና ንኸውን። ምሓሸና ኸኣ።

ሓደ ንግሆ ድሕሪ ቀርሲ ስመይ ተጸዋዕኩ። ካብታ ቦጦሎኒያይ በይነይ ነበርኩ። ኣብታ ናይ ታዕሊም ምጅማር ግዜ ካብ ደቂ-ትምህርተይ በይነይ ምስ ተፈለኹ መሪር'ዩ ዝበረ። ክንዲኡ ደኣ ኣይኮነን እምበር፡ ካብቶም ኑቲ ከቢድ ታዕሊም ግን ከኣ ክንዲ'ቲ ቀሊል ኩናት ዘይኮውን መኖሮተይ፡ በይነይ ተፈልየ ክኸይድ ከቢድ ነበረ። ኻና ወዲ 17 ዓመት ነበርኩ። ኣብተን ኣዋርሕ ብዙሕ ንሰብኣዊ መንነተይ ዝልውጥ ተመክሮ ኣሕሊፈ። ወጽኢት ማትሪክ ምስ ተነገርና ንምትራፈይ ንኑበሰይ ኣእሚነ ንኣዕሩኽተይ፡ ደቂ-ሓይለይን ደቂ-ትምህርተይን ከጸናንዕ ዘጥረኹዎ ምትንሳኡ፡ ታዕሊም ወዲእና ብብሓደ ናብ እተወዘዑዎ ቦታ ዝኸዱ ዝበሩ ብሓገሽን ፍሽኽታን "ቅሰን ጥራይ ክንራኸብ እንዲና፡" እናበልኩ ዘጸናንዕ ዝበርኩ፡ ከመይ ኢለ ናብ ከምኡ ደረጃ ማዕበለ ንባዕለይ እናኸዘኽሮ የገርመኒ። ኣብታ ናይ ምውዛዕ ግዜ እምበኣር ዋላ ደኣ ሓደ መጓጅምቲ ወዲ-ሓይለይ ኩነ ወዲ-ቦጦሎኒያይ ዘይምርኻበይ ሕማቕ እንተ ተሰመዓኒ፡ ምስቶም ደቂ-ክፍለሰራዊተይ ቀልጢፈ ክሳለን ክወሃሃድን ንብር ነገር'ዩ። እምበርከ ካብኡ ዝሓየሸ ዝበለጸ ኣማራጺ ንኸሉና ኣይነበረናን። ሓደ ሓደ እዋን ባዕልኻ ዘጋምጽኣካዮ፡ ብናትካ ዓቕሚ ክትቅይሮ ፍጹም ዘይክኣል ኩነታት ኪጋጥመካ እንከሎ፡ እታ ሓንቲ ዝበለጸት ኣማራጺኻ 'ምቕባል' ኢያ። ምቕባል፡ ምስቲ ዘሎ ኩነታት ምምስሳል፡ ከም ሕብሩ ተለቓሊቕካ ዘይትፍለ ምዃን'ዩ። ቻርለስ ዳርዊን'ውን ህይወታውያን እዚ ባህሪ

ጸቡቕ ገይርና ከም እንግልገለሉ'ዩ ገለጹ፡፡ ምቕባል ንሱ'ዩ፡ እቲ ካልእ ምልምማድ፡ ንሸነኻታት ምልማድ፡፡ ውሕጅ ኣንጻር እቲ ዝውሕዘሉ እናተጓዓዝካ ኣይትሰጋገርን ኢኻ፡፡ ምስቲ ማዕበሉ ናብ ኣንፉ ትጓዓዝ እናመሰልካ ኢኻ ንሲየፍ እትሳገር፡፡ ኑቲ ዝወረደካ ናይ ስምዒታት ቃልሲ ኸኣ ልክዕ ከምቲ ውሕጅ ክትርድኦን 'ሓቅኻ' እናበልካዮን ኢኻ ትሓልፎ፡፡

ከባቢ ዕስራን ሰለስተን መንእሰያት ተኣኪብና፡ ቦርሳና ተሓንጊጥና፡ ናብ እንዳ ሓምሻይ ዝበሃል ቦታ መጺእና፡፡ ውሑዳትን ዓበይቲን መንእሰያት ጸጺሒሖም ተወር ክበሉ ጸንሑና፡፡ ካብ ቀዳሞት ኣዋርሕ 2002 ክሳዕ መወዳእታ ኣዋርሕ 2003 ድማ ፍጹም ዘይድገም ጥዑም ህይወት ኣሕሊፍና፡፡ እቶም ተኣኪብና ዝመጻእናዮም፡ ብእኩብና ድማ ተፈሊናዮም፡፡ ኣብታ ናይ መወዳእታ ምሸት ዝበረት ናይ ምዝንጋዕ መደብ፡ ሓሊፉና ዝበረ ሚጀር መሓመድኑርሃን ሓመዱር ኣብ ደገ ሰድያ ኣውጺኡ ሽጋራኡ የትክኽ ነበረ፡፡ ካብ ርሱን ሳዕስዒት'የ ሸኑቲ ማይ ክኸንዑ ዝወጻእኩ፡፡ ክምለስ እንክለኹ ኣላገስኩዎ፡፡ ኑታ ናይ ታዕሊም መራሒ ሓይሊና ጠቂዕዋ ዝበረ ጥቕሲ እተራጉድ ምኽሪ ድማ ሃበኒ፡፡ *"... እዚ ኣብዚ ዝጸናሕኩሞ፡ ኣብዚ ዝሓለፍኩሞ ቃልሲ ቀሊል እዩ፡፡ ጸባሕ ንግሆ ዝጸበየኩም ዘሎ ናይ ህይወት ቃልሲ ይዓቢ፡፡ ካብ ሕጂ ጀሚርኩም በዚ ዝሓለፍኩሞ ኣይተኾየቱ፡፡ እቲ ዝበርትዐ ቃልሲ ኸኣ ኩሉ ግዜ ብቕድሜኹም ዘሎ።"* በለኒ፡፡ ቃላቱ ንዓይ ዓቢ ስንቂ ነበረ፡፡ ዘረባኡ ብወዲታ ኣብ ዳየረይ መዝገበኩዎ፡፡ ካብታ ሰዓት ጀሚረ ቃልሰይ ኣብ ቅድመይ ከም ዘሎ'የ ኣሚነ፡ ይውሓድ ይብዛሕ፡ ይዕበ ይንኣስ ከኣ ብቕድመይ'ዩ ዝጸንሓኒ፡፡ ሓቂ ይሓይሽ ብዝሓለፍኩዎ ምንያት

ኣየብዚሖን'የ ደኣ እምበር ቀሩብ ኣይገደፍኩን፡፡ ምንያተይ'ውን ናይ ገዛእ-ርእሱ ጸቡቕ ነገር ነይሩዎ ይኸውን፡እንተውሓደስ ኑበሱክበሪ፡ ኑበሱምትእምማን፡ ኣብ ገዛእ-ርእሰይ ምእማንን ካልእን ኣርቢሑኒ፡፡

ድሕሪ ዓሰርተው ሓሙሽተ ዓመታት ኑታ ብዙሕ ነገረይ ዘዕበኸላ ማዕስከር ክምለሳ እንክለኹ ፍሉይ ስምዒት'ዩ ዝወረኒ፡፡ እዚ ስምዒት ሰሙን ምሉእ ቅድሚ ምብጋሰይ ኣትሒዙ'ዩ ከም ኣብ ቁርበትካ ዝሰዕስዕ ቱኳን ፈለኽለኽ ክበለኒ ቀንዩ፡፡ ናይ ስእለይ ማሕፉዳ ኣልዒለ እታ ናይ ሳዋ ደቂ-ኣሃዱይ ጥራይ ዝሓዘት ኣልበም ደጋጊመ ገናጸልኩዋ፡፡ ኑታ ሓደ ግዜ ሳዋ ዝነበትኒ ህያብ መዘከርታ እትኾነውን ዳየሪ ጽሒፈ ናብ መጽሔት መንእሰይ ለኣኽኩዋ'ሞ ምስ መንእሰይ 59 ተሓትመት፡፡ ሳልስቲ ቅድሚ ምብጋሰይ እታ ከም ኣደና ዶ ክበላ ከም ዓባይ ሓብትና ዝበረ ቲቲ ብኢንተርነት 'ኦን ላይን' ረኺበኩዋ፡፡ ኣብ ፈረንሳ ምስ ቀጫናት ፍረ ኸርሳ'ያ ትነብር፡፡ ካብቲ ኣብ ኣልቡመይ ዝበረት ስእሊ ናታ ሰደድኩላ፡፡ "ዝኢአ ትመስል ሰብ ኣብ ዘርያኺ እንተ'ላ'ባ ኣዳልዩና፡" በልኩዋ፡፡ 'ዝኢአ ትመስል ኣዳልይና' ክበላ እንክለኹ እምበኣር፡ ኑቲ ከሉ ፍቕሪ፡ ሕያውነት፡ ልቦናን ክብርን ዝበርዋን ዝበረንን ደቂ-ሃደይ ኣዳልዩኒ'የ ዝበላ ነይረ፡፡

"ዋላ በዚ ንደልያ ኢና ዘለና፡" በለትኒ፡፡

"እሞ ናብ ሳዋ ይኸይድ ኣለኹ'ሞ እንታይ ክምገልኣልኪ?" በልኩዋ፡፡ ቲቲ ኣባል 7ይ ዙርያ'ያ፡፡ ንሳዋ ሕልፈይ ትፈልጣን ኣስተማቕሪታ'ኒ፡፡ ንስለ ምሕታት'የ ዝሓተትኩ'ምበር እቲ 'ተማልኣለይ' ኢላ ክትልእኽኒ ትኽእል ዝጸር ኣይከኣንኩን፡፡

"ካብ ሳዋ ደኣ ፍቕሪ፡ ሓልዮት፡ ሕውነት፡" በለትኒ፡፡ ኣይመለስኩላን፡፡ ዝሓለፍናዮ ኸሉ ብብሓደ ሕልፍ በለ፡ ተደፋነቐኩ፡፡ ንሳዋ ታዓሊመ ጥራይ ወጺኣላ ነይረ እንተ ዝኸውን ክንዲ'ዚ ዘናፍቕ ኣይምረኸበኩላን ይኸውን፡፡ እቲ ሰለስተ ዓመት ግን ከም ተዓላማይ፡ ኣባልን ተመሃራይን ኩይነ'የ ሓሊፈዮ፡፡ ኩሉ ብበግዜኡ ድማ ምቁር ነበረ፡፡

ኣስመራ ሕቑና ሂብና ክሳብ ኣቑርደት ንሓልፎ ፍሉይ ስምዒት ኣይፈጠረለይን፡፡ መገዲ ኬሩ ምስ ሓዝና ግን ካብ ንፋሱ፡ ሽታኡን ትርኢቱን ልማዱ ስኢኑ መሃዙ ኣጥፊኡ ዝበረ'ሞ ወልፉ ምስ ረኸበ ፍንሕንሕ ዝበለ፡ መትኒታት ኣእምሮይ በተግተግ በለ፡፡ ገዛውቲ ተኸረረት ካብ ስእሉ-ኣእምሮይ ተሓኺኹ ኣይፈልጥን፡፡ ዕድመን ጥዕናን ደኣ ይሃበኒ'ምበር በቲ ክዕብየሉ ዝምጽኦ ዝበርኩ ጥበብ ዛንታ ቀ'ልዕነተይ ክሰርሓሉ ሓሊመሉ'ዩ፡፡ ከምኡ ኣሉ ኸኣ ጸንሓኒ፡፡ ዕዳጋ ሞንገራይብ፡ መሸሞቲ ኣስቤዛ ኣሃዱናን መማቕቲናን'ዩ ዝበረ፡፡ ረቡዕ ረቡዕ ክንደይ ግዜ ተመጺኡ'ዩ፡፡ ዕረፍቲ ክንክይድን ክንምለስን'ውን ኑቱ ዝኽሪ ኣሎዎ፡፡ ሎሚ ግን ሕልፍ ዝበለ፡ እቲ ኣብ ታሪኽ መማዘኣቲ ጥልያን ጥራይ እንፈልጦ ዝበርና ቢሻ፡ እዚ ኸሉ ዓመታት ሰንጢቐናዮ እናኸንሓልፍ 'ኣብዚ ኣለኹ፡ ' ኢሉና ዘይፈልጥ ዝበረ፡ ማዕዶ እንክለና ጸወዐና፡፡ እቲ ኣኽራናት ብማዕዶ እፈልጦ ነበርኩ፡ንቢሻ ሓቕፉ ምንባሩ ግን ኣይፈለጥኩን፡፡ ንፈለማ ግዜ'የ ተላልየዮ፡፡ በቲ ካብቲ ከባቢ ቢሻ ጀሚርካ ክሳዕ ሳዋዘሎ ኣኽራናት ካብ ቀደመይ'የ ምስጥ፡፡ እንድዒለይ ግዲ፤ ልማደይ፡ ዓቕመይ፡ ሞራለይ፡ ኣኽእሎይ፡ ተስፋይ፡ ... በቲ ኣኽራናይ እዕቅና ኩይነ እሕበሎ፡፡

"ኣንታ እዚ ኸሉ ኣኽራናት ናይ መን'ዩ?" በልኩዎ ኑቲ ኣብ ጉድኒይ ዝበረ ሽቃ፡፡ ናይ መን ምዃኑዶ ጠፊኡኒ፡ ግና እቲ ዝሰማዒ ክገልጸሉ ስለ እተጸገምኩ'የ ብዘይ ልበይ ዝሓተትኩዎ፡፡

"ኣቢይ ዲና ዘለና?" ብምባል ሓተተኒ፡፡ 'ኣብ ኤርትራ ካብ ሃለናስ ናትና'ዩ' ማለቱ ምዃኑ፡ ኣነ'ውን 'ናትና ምዃኑስ ተስተብህለሉዶ' ንማለት ምዃነይ ርዱእ ነበረ፡፡

"ከመይ የሐብሒ'ሎ ማስለካ?"

"እዋእ ... ናቕፋ ኬድካዶ ትፈልጥ?" ሓተተኒ ተገምጠለ፡፡

"ኣይፋለይን ... ኣፍዓበት ግዳ በጺሐ ነይረ፡"

"እሞ ብዓል ናቕፋ እንተ ትበጽሕ ደኣ እንታይ ክትብል ኢኻ?" በለኒ ግዲ ከይገበረ፡፡ እንታይ ምበልኩ? ብእኡ'ውን ደስ ምበለኒን ምተሓበንኩን'ምበር፡፡ ክሳዕ ሰንዓፈ ተር ዝበሉ ኣኽራናት፡ እምባ ታራ፡ እምባ መጠራ፡ እምባ ሶይራ፡ እምባ ተኽሎ፡ ርእየዮምን ተሓቢነሎምን'የ፡፡ ንኣጻድፍ መንገዱ፡ ኣኽራናት ሰፍኣን እምባ ጠቐራን፡ንምብራቓዊ ኣጻድፍ ብሓደ ወገናም ኣብ ፍልፍልን ምራራን ኩይኑ



ኣማዕድየየም'የ፣ተሓጒሰሎም ድማ።

እግሪ ኬሩ ዘላ ጥውይዋይ ጽርግያ ኩሉ ሳዕ ናይ ተሰፋ መሐበሪተይ ነበረት። ኣብኣ ዘሎ ሽታ፣ ኣየር፣ ዛሕሊ፣ ካብኣ ምስ ወጻእካ ኣይርከበን። ኣብታ ክልተ ሚእቲ ሜትሮ ዘይትርሕቕ ኬሩ'ውን ኣይትረኽቦን። ከምዚ ኣብ ገለ ፍሉይ ሰብ እትረኽቦ ሽፈፍ ኢሉካ ዝሓልፍ መቐረት'ዩ ቢቃ። "ኣየ ኬሩ ከምኣ ኢልኪ ኣለኺ? ኣሰር እግረናኳ ኣበይ ከይተዘክርዮ ግዳ መጺናኪ ኣለናትካበቲ ካብሬዮኺ፣ ርግእኺን ዝሑል በራኺንኣጥምና፣ " በልኩ ንዕረፍቲ ካብታ ሓራት እናወረድኩ። ዝሓሸ መግቢ ክንደሊ ክዝሪ እንከለና ከም ቀደማ ከም ዘይደላ ተረድኣኒ። ሃገር ኬሩ ብዙሕ ኣደናቒ ኣይነበሮን። 'ፋታ' እግሪ ኣትኪሉ ምስ ጸንሓኒ ግን ተደኒቐሉ።

ናይ ምብጋስ ጥሩምባ ሓራት ካብ ኬሩ ንሳዋ ከየበራብረለይ ፈራሕኩ። ሳዋ ቦኽሪ ኣፍቃሪተይ እንድያ። ሃንደበት 'ሳርፕራይዝ' ክገብራ'የ ዝደለኹ። ዛንታ ኩትትናይ ምስኣ እንደዩ ዘሎ፤ እቲ ካብ ሰብ ዝርከብ ሕያውነትን ፍቕርን ዝመሃሩ ደቂ-ኣሃዱ ዝነበትኒ፥ከም ማያ ጥዕምቲ፣ ከም ጸሓያ ብርህቲ፣ ከም ህይወታ ስርዕቲ፣ ከም ዝኽራ ድምቕቲ ኣፍቃሪት ዝነበትኒ'ኳ'ያ። እቲ ኣብ ከርሳ ዘሎ ዛንታ ፍቕሪ ሚዚሩ ዘፍርሖ ተባዕ ጸዋዩ ይጸብ ኣሎ። ሓራት ጥሩምባኣን 'ፋም' ክብል እንከሎ፣ እዚ ኸሉ ከም ቶኽሲ ዝሰምዓ ረጋቢት በርደግ ኢሉ ከይብህርር'ዩ ዘፍርሓኒ። ስርሒት ዝወጻእናሉ ኣኽራናት፣ ሱልኳ እተዓለምናሉ ሩባታት፣ ናይ 30 ኪ.ሜ. ዝጎየናሉ ጽርግያ፣ ናይ 60 ኪ.ሜ.(12 ሰዓት) እተጓዓዝናሉ ጉላጉል፣ ሩባን ስንጭሮንዝብቡሒደ ምስ ሓለፍና ኣፍደገ ሳዋ በጺሕና። ኣማዕድየ እንዳ 6ይ - ሰኣሊ ብዓል ገሬ መጽኣኒ፣ኣማዕድየ እንዳ ቋንቋ - ምስ ሪም ናብ ቲቲን ሄለንን ክዝብጽሕ ተራእየኒ፣ኣማዕድየ እንዳ ምልክት፣ ኣማዕድየ እንዳ ኢጋይሽ፣ኣማዕድየ ጉስጓስን ሓበሬታን- ብኒያም ወዲ ገሹ ተራእየኒ፣ ኣማዕድየ ማእከል ስልጠና - ኣቢን ጀምዓቱን ምስ ጸጥቐ ራሄል ተራእየኒ፣ ኣማዕድየ ስቴጅ - መታዓልመተይ ተራእዩኒ፣ኣማዕድየ እንዳ መኩንናት - ዓርከይ ዓብደልዓዚዝ ዓብደልሰምድ ተራእዩኒ፣ኣማዕድየ እንዳ ኣጸዋር - ኑቡሱ ይምሓር ኤፍሬም ዓቢ ሓው ምስ ላንደኩሪዞሩ ተራእዩኒ፣ከሎም ዝሓለፋ፣ ዘለውን ደሃዮም ዘይብለይን ሰብ ጸቡቐይ መዛኖይ ተራእዩኒ። በዚ ናይዚኦየም ናፍቖትን ዝኽርን ተለልየ ከየዕረፍኩ፣ ኣውቶቡስ ትኽ ኢላ ናብታ ኩሉ ዝኽረይ ዝሓቖፈት ኣሃዱይ ነበር እንዳ ሓምሻይ (ግዜያዊ ቤ/ጽ ሃማመተኤ) ኣእተወትኒ። ቅድሚ ሰበይ ወረደ ናብታ ንኹሉ ስራሕ ኣሃዱና እትሓቁፍ ዝነበረት ሃንገር ተጸጋዕኩ። ናብ ኩሉ ሸነኽ ኣማዕደኹ። ማይ ንቕድሓሉ ኣብ ጽላል ጋባ ኣብ ጉድና ኳንናን ብቐትሪ ቡና ንሰትየላ ዝነበርና ባኮ ኣብኡ ዘይምጽንሓ ኣሃዱና ሽል በለትኒ። ሜዳ መጻወቲና፣ መሕጸቢ ነብሲና፣ ቀልቀልና (ጸግዒ ኣየር-ፓርት)፣ መሐለዊና፣ ዓማዊልና ዝሰርዑሉ ኩርናዕ ምስ ፍቕረይ ንኳሽመሉ ዝነበርና ደንደስ፣ ነፍሲ-ወከፉ ጠመተ ንኹሉ ስእሊ ኣብኡ ዘሕለፍኩዎ ህይወት ወልዓየ። ኣቐዲሞም እተበገሱ መሳርሕተይ ኣብኡ ረኺበኩ። ንኹሎም ተናፊቕቲ ዝረኸብኩ ግዲ መሰሉኒ ሓሓሊቐ ሰዓምኩዎም። ኢረ ኣጥብቐ ኣበሉ።

ናብ መዕረፊና እናኸድና (መዕረፊና'ውን ኣብኡ'ዩ) ኣብ ፍሉይ ስምዒት'የ ነይረ። ዝፍልጦን ዘይፈልጦን ስምዒት ቀስቂሱኒ ስለ ዝነበረ ኣብ ገጸይ ዝንታ ደዩ ሓጎስ ዘይፍለ ነጸብራቕ ዝነበረ ኩይኑ ይስመዓኒ። መዕረፊና'ውን ናቱ ታሪኽን ዝኽርን ዘሎዎ ቦታ ነበረ። ሳዋ ካብ ዝነበትኒ ዝሓሰቦ ዝዓበየ ህያብ ኣፍቃሪተይ ነበር'ዩ። እዚ መዕረፊና እተሓርየ ቦታ ብዘይካኣ ካልእ ዝዝክረሉ ሰብ የለን። ካብታ ሓራት ውርድ ምስ በልና ኣብ ኣፍደገ እቲ ሰሌታ ክልተ ኣውዳት ደው ኢሎም የማዕዱወናኒ፣ሓንቲ ቀያሕ ጓል ከኣ ኣብቲ ደንደስ ናይቲ ብራንዳ ሮማዕ ኢላ ኮፍ ኢላ፣ ሜማኣ ኣውጺኣ፣ ቀቢዓ ከም የማነ ባርያ ንድሕሪ ጠውያ፣ ናይ ድኻም ደዩ ዋላስ ከማይ ብትዝታ እተኸሰረ ፍቕሪ ትልሎ ነይራ ዘኾጽር ገጻ ኣብ ሓደ ኣንቂጺ ትጥምት ነበረት። ንዓኣ ክርኢን ዝኽረይ ዓቢጡኒን ዘየስተብሃልኩሉ እምበር ማይክ ዓርከይ'ዩምስኣ ዝነበረ። ቀረብ ረኣኹዋ፣ዘፈልጣ መሰለኒ። ሓጠቕ ስለ ዝበለትኒ ፈራሕኩ። ሓሰብ ሓሰብ ኣምጻእኩዋ፣ክንሰብር እንከለና ምስ ማይክ ኮፍ ኢላ ርእየያ ስለ ዝነበርኩ'የ። ሓቀይ'ዩ ክፈርሕ፣ እቲ ኮፍ ኢላ ፍሽኽ እናበለት ተዕልሉ ዘላ ቦታ፣ ኮፍ ኢላ ትጉዝጉዘሉ መን ነይራ ኣይፈለጠትን። እቲ ሰሌታ ዝሓቖፎ ዛንታኣ ኣየናይ ኢሉየ።

ማይ ሳዋ ድሕሪ ምልካፈይ፣ ኣብ ርእሲ ቦታ ትዝታይ ብዘይ ፍቓድ ኮፍ ኢላ ዝጸንሐት ጓል ናብ እንዳ ራብዓይ ከብጽሕ ብዓስ ክንብል ኑቲ ቦታ - ብዓዜና - ኮላሊ ጀሚረ። እናኸዕልል ጸጺሓ ፍሽኽ ክትብል እንከላ ልበይ ፈግ ትብል ነበረት። 'ኣየ ልበይ! ደሮ ካፉ ዝኽሪ ኣለምሊሙካስ ፈግ ከኣ ጀሚርኪ፣' በልኩዋ ብውሽጠይ። ምቾም ንዓኣን ንትዝታይን እናኻፈኹስ ኣብኡ በጺሐ። ኣብ ዘዝሓለፍናዮ፣ "እቲ ትርእዩዎ ዘለኹም እንዳ ምውፋር'ዩ ... ኣየ ኣብኡ ዝሓለፈ ዳሕራይ ከዕልለኩም'የ... እንዳ ፎርኖ'ዩ ... ኣየ ኣብኡ ዝሓለፈ ዳሕራይ ከዕልለኩም'የ፣ቸንትራለ'ዩ ... ክፍሊ ትምህርቲ'ዩ ... ፓስት ኦፊስ'ዩ ... እንዳ ሓፈሻዊ'ዩ ... ኣየ ኣብኡ ዝሓለፈ ዳሕራይ ከዕልለኩም'የ፡" ክብል ጸማም ሓደ ደርፋ ኩይኖም ኣምሰዩ። ኒታ ጽብቕቲ ሓዳስ ጓል'ሞ ኮፍ ኣቢለ ኩሉ ክዘርዝረላ ተደናደንኩ፣ብቓ ከምዛ ኣቦት ኑበሱ ዝረኸበ ኣበሰኛ፣ተኣሰሰ! ተኣሰሰ! ተኣሰሰ!።

ሳዋ ኣብ ቀዳማይ መዓልተይ ወሊዓትኒ'ያ። ዝመጽእ መዓልታት ቅነ ፈስቲቫል'ዩ። ሐሆዮ ዝመጻእኩ ስራሕ ናብ ኩሉ ዘዘውር ብምኳኑ ገና ዝኽረይ መመለሱ ክሕደስ'ዩ። ግዳ ቀልጢፈ ሰማዳይ እንደዩ ክስምዶ'የ ደኣ እምበር።

ምሉእ ተስፋይ

## ካብርም



# ሓድሽ ምህዞ መምሃሪ ምዝዋር ማኪና

**ሚኪኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)**

እዚ እዋንዚ ዓለምና ናብ ጥርዚ ተክኖሎጂያዊ ምዕባለ በጺሓትሉ ዘላ እዋን እዩ። ኩሎም ብሓይሊ ሰባት ክስርሑን ክትግበሩን ዝግብኦም ስርሓት፡ መጀመርታ ብሓገዝ ተክኖሎጂያዊ መሳርሒታት ከምዝልመዱ ምግባር ዳርጋ ልሙድ ነገር እናኾነ እዩ ዝኸይድ ዘሎ። እዚ ዘለናዮ ዓለማዊ መድረኽ፡ ሲምዩለሽን (simulation) ዝብል ክልሰ-ሓሳብ ገኒንሉ ዘሎ እዋን እዩ። ሲምዩለሽን ማለት ንነገራት ሓቂ ብምምሳል ድላይካ ከም እትተዓጻጸፍን ብእኡ ገይርካ ኣቐዲምካ ብዙሕ ከም እትመሃርን ዝገብረካ ክልሰ ሓሳብ እዩ። እዚ እዋናውን ኣገዳስን ዛዕባ ኣብ ሃገርናውን ብሃበርም ተመሃሮ ክተኣታቶ ጀሚሩ ኣሎ። ፋሉም ተኸሉ፡ ዳኒኤል ዓንደሚካኤል፡ ሮቤል ሱልጣን፡ ሳሙኤል ሙሴ፡ ፊልሞን መዓሾ ከምኡ`ውን ዮናስ ዑቕባሚካኤል ዝበሃሉ ተማሃሮ ኮምፕዩተር ምህንድስና በዚ ሲምዩለሽን ዝበሃል ክልሰ ሓሳብ ተሓጊዞም፡ ትምህርቲ ምዝዋር መኪና ክሰርሑ በቒዖም ኣለዉ። ንዝያዳ ሓበሬታን መብርህን ነዚ ስዒቡ ዝቕጽል ዝርርብ ተወከሱ።

- **ኣብ ሳዋ ኣብ ዝተኣንገደ ሃገራዊ ፈስቲቫል 2018 ተረኣኢና ነይርና መስለኒ። እንታይ ክትገብሩ ኢኹም ንሳዋ ወሪድኩም፧**

እወ ልክዕ ኣለኻ ተረኣኢና ነይርና። እዛ ፕሮጀክት ኣብ ፈስቲቫል ንኽትወዳደር ከም ዝተመርጸት ምስ ተነገርና ሒዝናያ ወሪድና ነይርና። ኣብኡ ድማ ምስተን ኣብቲ እንግዶት ዝተሳተፋ ስርሓት ተወዳዲርና።

- **እሞ ውድድር ከመይ ነይሩ፧ ተዓዊትኩም ዶ ኸ፧**

ከም ዝመስለና እቶም ኣብቲ ሃገራዊ ፈስቲቫል ቀሪቦም ዝነበሩ ስርሓት ኣዝዮም ሓያላትን ብሉጻትን ስርሓት እዮም ነይሮም። ብብዙሕ ምመዘኒታት ዝሓለፉ ፕሮጀክትታት ብምኳኖም ድማ ገና ንሳዋ ከይወረድና ከለና እቲ ውድድር ሓያል ክኸውን ከም ዝኽእል ገሚትናዮ ነይርና ኢና። ጽቡቕ ዕድል ኮይኑ ድማ ስራሕና ምስቶም ኣብ ኤለክትሮሜካኒካል (electro-mechanical) ዝበሃል ዓውዲ ዝተኸፍሉ ስርሓት ተወዳዲራ ካልኣይ ደረጃ ብምኳሓዛ ካብ




ኢድ ክቡር ፕረዚደንት ሽልማት ክንወስድ በቒዕና። ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኤርትራ - ኤክስፖ’ውን ብፍሉይ መተባብዒ ሽልማት ረኺብና ኢና።

**• እንቋዕ ሓጎሰኩም! እዚ ዓወት`ዚ ዘስከመኩም ሓላፍነት እንታይ እዩ፧**

ሓጎስ ኩላትና። ብሓቂ ኣዝዩ ዓቢ ሓላፍነት ዘስክም ኣጋጣሚ እዩ። ብዘይካ እዚ ዝረኸብናዮ ዓወት ኣብቲ ፈስቲቫል ዝረኸቡና ሰባት፡ ክትዓቢ ከም ዘለዋን ኣብ ባይታ ክትግበር ከም ዘለዋን ብዙሕ ለበዋ እዮም ሂቦምና። ብሓፈሻ እዝን ካልእን ተደማሚሩ ዘስክመና ሓላፍነት ኣዝዩ ከቢድ እዩ። ካብቶም ኣብቲ ፈስቲቫል ዝረኸቡና ሰባት ናይ ምምርሒ መኪና መምሃራን ነይሮም። በዚ ዘበገስናዮ ስራሕ ኣዝዮም ከምዝተሓጎሱን ምሳና ክሰርሑ ቅሩባት ከምዝለዉን`ውን ገሊጾምልና ኣለዉ።

**• ጥርናፈ ናይ’ዛ ጉጅለ መዓስን ብኸመይን እዩ ዝጀምር፧**

እቲ ሌላ እኳ ካብ ነዊሕ እዋን ነይሩ እዩ። እቲ ከም ጉጅለ ተጠርኒፍና ንስራሕ ዝተበገስናሉ እዋን ግና ኣብ ምዝዛም 3ይ ዓመት ትምህርትና እዩ ነይሩ። ኣብ’ቲ እዋን’ቲ ዳርጋ ኩሉ ሰብ ጉጅለ ኣብ ምምስራት እዩ ነይሩ። ምኽንያቱ 4ይ ዓመት ብሓባር ዝስራሕ ፕሮጀክት ስለ ዝነበረና። ዳርጋ ኩላትና ዝሕል ዝበልና ኢና። በዚ ምኽንያት ድማ እዞም ከም ጉጅለ ተጠርኒፍና ነዛ ተዛርበና ዘላ ስራሕ ዝሰራሕና፡ ካብ ኩሎም ጉጅለታት ክይተጠርነፍና ዝጸናሕና’ሞ ከም ጉጅለ ዝተመስረትና ኢና። ኩሎም ኣጠራርፋና ዝፈለጡ ሰባት ንምኳኑ’ኸ ክሰርሑ ድዮም ይብሉና ነይሮም። ብፍላይ ክብደት ናይ ፕሮጀክትና ዝፈለጡ ሰባት፡ ናይ ብሓቂ ብኣና ይጠራጠሩ ነይሮም። ናይ ኣምላኽ ጥዑም ግና ኣብ መዛዘሚ ክንበጽሕ ክኢልና።

**• ኣበጋግሳ ናይ’ዛ ሓሳብ ከመይ እዩ ነይሩ፧**

ከም ጉጅለ ተጠርኒፍና ሓባራዊ ስራሕ ክንሰርሕ ምስ ጀመርና፡ ብብዙሕ ነገራት ኢና ክንጽሎ ጀሚርና። ኣብ ዝተፈላለየ ገዛ ንቕመጥ ስለ ዝነበርና ከምቲ ዝድለ ክንሰርሕ ኣይከኣልናን። ድሓር ብሓባር ክንቕመጥ ከም ዘለና ምስ ወሰንና ግና ጽቡቕ ክንሰርሕ ጀሚርና። ተመሃሮ 4ይ ዓመት ከለና፡ ሓደ መዓልቲ ብሓባር ናይ ቅድድም ማኪና ፊልም ርኢና ነይርና። ኣብ’ታ ካርቱን ሓደ ኣብ ኩሉ ቀዳማይ ዝወጽእ ጠባይ ነይሩ። ምስጢር ናይ ዓውቱ ክንፈልጥ ተሃዊኽና ከለና፡ እቲ ምስጢር ብሲምዩለሽን ተሓጊዙ ኣብ ገዘኡ ልምምድ ይገብር ከም ዝነበረ ተረዲእና። በዚ ምኽንያት ድማ ነዛ ኣብ ዓወት ከኑብጽሓ ዝኸኣልና ፕሮጀክትና ከም ሓሳብ ኣበጊስናያ ማለት`ዩ።

**• ብልክዕ እዛ ፕሮጀክት`ኹም እንታይ እያ፧ እንታይ እያ`ኸ ትገብር፧**

ቀንዲ ዕላማ ናይዛ ስራሕ፡ ንነገራት ካብ ብቐጥታ ምጅማሮም ኣቐዲምካ ልምምድ ገይርካ ብምጽናሕ ምስ ነገራት ዘይምግያሽ እዩ። እዚ ዓይነት ኣገባብ`ዚ ኣብ’ዚ ሕጂ እዋን ብዝለዓለ ዝስርሓሉ ዘሎ ኣገባብ እዩ። ኣብ ኣዝዮም ብዙሓት ዓውድታት ድማ ልዑል ተራ ይጻወት ኣሎ። ከም ኣብነት ትካል ምርምር ጠፈር ናሳ እንተወሲድና ንኣባላቱ ቅድሚ ናብ ህዋ ምውንጫፎም በዚ ኣቐዲምና ዝተዘራረብናሉ ክልሰ ሓሳብ ተሓጊዞም ልምምድ የካይዱ። ኣብቲ ናይ ብሓቂ ንህዋ ዝውንጨፉሉ ግዜ ድማ ብዙሕ ኣይጋየሹን ማለት እዩ። ናትና ድማ ብተመሳሳሊ ኣብ ኤርትራ ዝርአ ዝተፈላለዩ ናይ “ኣውቶስካላ” ጸገማት ንምፍታሕ ኢና ተበጊስና። ብሕጽር ዝበለ እዛ ኣብ መዛዘሚ በጺሓ ዘላ ስራሕና፡ ልክዕ ከም ሓንቲ መምሃሪት መኪና ኮይና ተመሃሮ ኩተፍሪ እትኽእል መሳርሒት እያ።

**• ጽቡቕ እምበኣር፡ ዘድልየኩም ስራሕን ዕላማን ድሕሪ ምንጻርኩም ዝገበርኩሞ ነገር እንታይ እዩ ነይሩ፧**

ኣብዛ ሓሳብ ምስ ተሰማማዕና ቀጺልና ዝገበርናዮ ነገር እንተ ነይሩ መጽናዕቲ ምኪያድ እዩ ነይሩ። ኣብ መጀመርያ ብዛዕባ`ቲ ነታ ስራሕ ዘገልግለና ዓይነት ቋንቋ ዝኾነ ኣፍልጦ ስለ ዘይነበረና፡ ፍጹም`ዩ ሓዲሱና። በየን ጀሚርና ናበይ ከም እንቕጽል`ውን ዝኾነ ኣፍልጦ ስለዘይነበረና ኣብ መጀመርያ ናይ ብሓቂ ተፈቲንና ኢና። ነዚ ዘጋጠመና ጸገም ንምፍታሕ ድማ ሰፊሕ መጽናዕቲ ምኪያድ እቲ ዘለና ምርጫ ኮይኑ ተሰሚዑና።

**• እሞ መጽናዕቲ ከመይ ነበረ፧**

መጽናዕቲ ደሓን እዩ። ዝገርመካ ካብቲ ዘካየድናዮ መጽናዕቲ ብዙሕ ኢና ከሲብና። ዳርጋ ፍርቂ ዓመት ኣብ መጽናዕቲ ኢና ኣሕሊፍናዮ። ዝተፈላለዩ መጻሕፍቲ ኣብ ምግንጻል፡ ዝተፈላለዩ ናይ ፊድዮ ኣስተምህሮታት

ምክትታል ኢና የሕሊፍናዮ። ከምቲ ኣቐዲምና ዝበልናካ ኣብቲ መጀመርያ በዮን ጀሚርና ናበይ ከም እንቕጽል ዝኾነ ኣፍልጦ ስለዘይነበረና፣ እቲ ዝገበርናዮ መጽናዕቲ ብዙሕ ሓጊዙና እዩ። ኣብ ቴክኖሎጂ ንሓንቲ ነገር ንምግባር ብዙሕ መንገድታት እዩ ዘሎ። ነታ ዝቐለለትን ቅንዕትን መንገዲ ክትረኽብ ድማ ዝያዳ ጻዕርን መጽናዕትን እዩ ዝሓትት። እቲ ዘካየድናዮ መጽናዕቲ ድማ ነቲ ዝበለጸን ዝጸፈፈን መንገዲ ንምሓዝ ሓጊዙና እዩ።

- **በሉ ናብ'ታ ስራሕኩም ክንቅጽል፥ ሓፈሻዊ ስእሊ ናይታ ስራሕ ከመይ እዩ ዝመስል፧**

እታ ስራሕ ብ"ሃርድዌር"ን(ተጨባጢ ባእታ) "ሶፍትዌር"ን ዝቖመት ኢያ። ከም በዓል `እስቴርሶ`፡`ፍሬኖ`፡`ማርሻ`፡`ፍሬኖ ማኖ`፡`ኣችላተረ` ከምኡ`ውን ናይ ኑዳዲ ብተጨበጥቲ ባእታ ዝቖሙ እዮም። ነዚኦም ኢና ድማ ሃርድዌር ዝበልናዮም። እቲ "ሶፍትዌር" ድማ ኣብ ኮምፕዩተር ዝጸዓን ዘይተጨባጢ ባእታ እንብሎ እዩ። እዚ ሶፍትዌር ድማ ነታ መኪናን ኩሉ ሕግታታን የጠቓልል።

- **በሉ በቲ ዘይተጨባጢ ባእታ ማለት "ሶፍትዌር" ክንጅምር። ብልክዕ እንታይ እዩ ዝገበርኩም፧ ናትኩም ተራ`ኸ እንታይ ነይሩ፧**

እቲ ዝዓበየ ክፋል ናይ'ዛ ስራሕ ነቲ ሶፍትዌር ናይ'ዛ ፕሮጀክት ንምምዕባል እዩ ነይሩ። ሶፍትዌር ክንብል ከለና፣ ነቲ ውሽጣዊ መስርሕ ናይ'ታ ፕሮጀክት ንውክል ከምዘለና ክንርዳእ ኣለና። ከም ኣብነት ኣሰራርሓ ናይ ዝኾነ 'ጌም' ንውሰድ። ሓንቲ ጌም ምስ ጀመርና በቲ ኣብ ኢድና እንሕዞ `ጆይስቲክ` ምስ ኣዘዝናያ፣ ነቲ ኣብ ስክሪን እንርእዮ ዝኾነ ጠባይ ንእዝዞ። እቲ ኣብ ስክሪን ዝርአ ጠባይ ይኹን ስእላዊ ምንቅስቓስ ድማ ብመጽናዕቲ ዝተሰርሐን ብዙሕ መስርሕ ዝሓለፈን እዩ። እዛ ናይ ኣውቶሰኮላ መምሃሪ ኢልና ዝሰናዕናያ ስራሕ ድማ ኣሰራርሓኣ ልክዕ ከም'ዞም ኣቐዲምና ዝጠቐስናዮም ጌማት እዩ። እቲ ፍልዩነታ፣ እቲ ተመሃራይ ዝገብሮም ትእዛዛት ቡቶም ዝተሰነው ደረቕ ነገራት ከም በዓል እስቴርሶ ዝተሓጽረ ምዃኑ እዩ። በዚ ድማ እዛ ስራሕና ዝያዳ ህያው ኢያ ተብልናያ ምግናን ኣይኮነን።

ናብ ሕቶኻ ክንምለስ፥ ነቲ ዘይተጨባጢ ባእታ ናይዛ ስራሕ ክንሰርሕ መታን መጀመርታ እታ ኣብ ርእስና ዝሓሰብናያ ከተማ ኢና ክንሃንጽ ተበጊስና። መጀመርታ እኳ ንከተማ ኣሰመራ ኢና ዲዛይን ክንገብራ ደሊና ነይርና። እንተኾነ ግዜ ስለ ዝሓጸረና ከምኡ`ውን ምስሊ ናይ ነፍሲ ወከፍ ጎደና ክትሃንጽ እውን ቀሊል ስለ ዘይኮነ ንኣስመራ እትመሳሰል፥ ኩሉ ሕግታት ትራፊክ ዘማልኣት ከተማ ክንሃንጽ ተሰማሚዕና።

- **ናይ ገዛእርእስኹም ከተማ ፈጢርኩም ማለት'ዩ። ቀጽሉ በሉ።**

ነታ ዝሓሰብናያ ከተማ ክንሃንጽ ዘሕለፍናዮ ሃላኽ ቀሊል ኣይነበረን። እቲ ዲዛይን ንምግባር ዝተጠቀምናሉ ቋንቋ ንዓና ሓድሽን ዘይተማሃርናዮ`ን ስለ ዝነበረ ቀሊል ብድሆ ኣይነበረን።

- **ነታ ዲዛይን ዝገበርኩማ ከተማ ክትሃንጽዋ ከለኹም፥ እንታይ ረቛሒታት ኣብ ግምት እናኣእተኹም ኢኹም ዲዛይን ገይርኩማ፧**

እቲ ቀንዲ ዕላማና ናይ ኣውቶሰኮላ መምሃሪት መኪና ምህናጽ ስለዝነበረ፥ ንሕግታት ትራፊክን ምንቅስቓስ ናይ ነገራትን ኣብ ግምት እናእተና ኢና ዲዛይን ገይርና። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ጎደና ኣውቶማቲካሊ (automatically) ፕሮግራም ኮይኖም ዝንቀሳቐሱ ሰባትን መካይንን ኣለዉ። ግና ሕግታት ትራፊክ እናኽበሩ ማለትና ኢና። እዞም ብውሽጣዊ መስርሕ ባዕላቶም ግዚኦም ሓልዮም ዝንቀሳቐሱ ነገራት፣ ነታ ብመራሒ-ማኪና እትንቀሳቐስ ማኪና ዝቐርቡላ ብድሆታት ኮይኖም እዮም ኣብ'ዛ ስራሕ ቀሪቦም ዘለዉ። በዚ ድማ እቲ መራሕ-ማኪና ንዝቐረቡሉ መሰናኽላት ክሓልፍ ከሎ ነጥብታት እናረኸበ ይኸይድ ማለት እዩ። እዛ ስራሕ ከም መምሃሪ ጥራይ ዘይኮነ፥ ከም መጻወቲት ገይም ኮማን ክትጠቅም ትኽእል ኢያ። ከም ዝተፈላለዩ ገይማት እዛ ስራሕና`ውን ዝተፈላለዩ ደረጃታት ትህቦ፥ ጌጋታትካ ትሕብረካ እንተደሊኻ`ውን ንኹሎም ዝገበርካዮም ምንቅስቓሳት ክትሰንደልካ ትኽእል ኢያ።

- **ከም ዝተረድኣኒ ተኾይኑ፥ ቅድሚ ዲዛይን ምጅማርኩም ሕግታት ትራፊክ ኣጽኒዕኩም ኢኹም መስለኒ።**

ጽቡቕ ኣለኻ። ሕግታት ትራፊክ ከየጽናዕና እሞ ዋላ ሓንቲ ክንገብር ኣይንኽእልን ኢና። ምኽንያቱ ስራሕና ኩሉ ምስ ሕግታት ትራፊክ ዝተኣሳሰር ስለዝኾነ። ናብ'ታ ስራሕ መጀመርታ ክትኣቱ ከለኻ፥ ሕግታት ትራፊክ ክትመሃር ትደሊ ዲኻ ኢላ`ያ ትጅምረልካ። እወ ዝብል መልሲ እንተ ሂብካያ ድማ ናብቲ ብመልክዕ ጽሑፍ (ብእንግሊዝን ትግርኛን) ዝተዳለወ ኣዝዩ ብዙሕን ዝርዝራውን ሕግታት ትራፊክ ትወስደካ። በዚ ድማ ክትፈልጦም ዝግበኣካ ሕግታት ተፍልጠካ ማለት እዩ። ምስ ቀጸልካ`ውን ኣበየናይ ደረጃ ማኪና ከም እትመርሕ ተምርጸካ ኢያ። ናይ መሰናኽል ተደሊኻ ወይ`ውን ናይ ከተማ ተደሊኻ ናብ ምርጫኻ ኢያ ትወስደካ። ብሓጺሩ ኩሎም ሕግታት ትራፊክን ናይ ኣውቶሰኮላ መስርሓትን ዘካተተት ስራሕ ኢያ።

- **ናብ'ቲ ተጨባጢ ባእታ ማለት "ሃርድዌር" ክፋል ናይ'ዛ ስራሕ ክመልሰኩም። ምስቲ ሶፍትዌር ብኸመይ እዩ ዝረዳዳእ፧**

ከምቲ ኣቐዲምና ዝበልናዮ፡ ኩሉም ኣብዛ ስራሕና ተጠቂምናሉም ዘለና ሃርድዌራት ምስ ዝተፈላለዩ ክኢላታት ኮይንና ኢና ሰሪሕናዮም። መጀመርታ እዞም ሃርድዌራት ምስ'ቲ ሶፍትዌር ንምርኻብ `ኣርዲኖ` ዝበሃል ዓይነት ቦርድ (board) ተጠቒምና ነይርና። ኑቲ ኣርዲኖ በቲ ዝጥዕመና ኣገባብ ፕሮግራም ብምግባር ፈቲንናዮ ነይርና። ከምቲ ዝደለናዮ ኩተዓጻጽፈና ብዘይ ምኽኣሉ ግና ካልእ ኣማራጺታት ክንደሊ ተገዲድና። ኣብ መወዳእታ ድማ ጆይስቲክ ናይ `ፒኤስ` (ps) ብምጥቃም ሽግርና ከነቃልል ክኢልና። ንውሽጣዊ ኣካላት ናይ'ታ ጆይስቲክ ብምፍታሕ እቶም ዋየራት ናብ'ቶም ዙዳለናዮም ሃርድዌራት ብምልጋብ እቲ ናይ ምርድዳእን ትእዛዝ ናይ ምሕላፍን መስርሕ ክንፈትሖ ክኢልና።

### • ናብ ካልእ ኣርእስቲ ቅድሚ ምሕላፍና፡ ኣብ ውሽጣዊ ኣሰራርሓ ትምልእዎ እንተልዩ።

እዛ ሰሪሕናያ ዘለና ማሽን ኩሉ ነገራት ናይ ሓንቲ መኪና እትገብሮ ንጥፈታት እያ ኣማሊኣ ዘላ። ልክዕ ከምተን ናይ ብሓቂ መካይን ብመፍትሕ እያ ትጅምር። ኩሉ ምስ ብርሃን ዝተኣሳሰር ነገራት ዘማልኣት እያ። ፍራቻ፡ መዐቀኒ ፍጥነት፡ ዓቐን ነዳዲ፡ ኣብ ሰዓት ክንደይ ነዳዲ ከም ዘህለኽካ ዝሰግር ሓበሬታ፡ ዝኾነ ጸገም ምስ ዘጋጥማ ድማ ናይ ሓበሬታ ስርዓት መሐበሪ`ውን ተማልእ ስራሕ እያ። ብዘይካ እዞም ዝጠቐስናዮም ጠቐምታታት ካልኦት ኣዝዮም ብዙሓት ነገራት ዘጠቓለለት እውን እያ።

### • ዝረኸብኩሞ ግብረመልሲ ካብ ክኢላዊ ዓቕሚ ይኹን ካብ ተራ ሰብ ከመይ ነይሩ፤

ካብ'ቶም ተራ ሰባት ኣዝዩ ዘተባብዕ ግብረ መልሲ ኢና ረኺብና። እቶም ኑቲ መስርሕ ጽቡቕ ገይሮም ዝተረድኡ ሰባት`ውን ብዙሕ ተገሪሞም፡ ኣድናቖቶም`ውን ለጊሶምልና እዮም። ማዕረ ማዕረ ናእዳኦም ድማ ርእይቶታት ሂቦምና። ንኣብነት እቶም ንመራሒ ማኪና ከም ብድሆ ኢልና ዙዳለናዮም ባዕላቶም ግዚኦም ሓልዮም ዝንቀሳቐሱ ነገራት ክበዝሑ፡ ኣብ ማርሻ ምርጫ ከኑተኣታቱ ማለት ኣውቶማቲክን ማንዋልን ክንገብሮን ካልእን ከም ዘለና ከም ርኢይቶ ሂቦምና እዮም።

### • እዛ ስራሕኩም ብመንጽር ኣብ ሕብረተ ሰብ ዝህልዋ ተራ ከመይ ትግምግም፤

ኣዚያ ውጽኢታዊት ክትከውን እያ ዙብል ገምጋም እዩ ዘለና። ምኽንያቱ ካብ ኣዝዮም ብዙሓት ክሳራታት እያ ኩተድሕነና። ንኣብነት ሓደ ተማሃራይ ኣብ ኣውቶስካላ መኪና ክመሃር እንተ ኾይኑ ብዙሕ ገንዘብ እዩ ከህልኾ። እዛ ሰሪሕናያ ዘለና ስራሕ ግና ዝኾነ ነዳዲ ኣይትሓትት፡ መቀያየሪ ኣቑሑ ኣየድልያ ኮታ ኣብ'ታ ናይ ብሓቂ ማኪና ተውጽኦ ወጻኢታት ኣብ'ዛ ስራሕ ዋላ ሓንቲ ነገር ኣይተውጽእን ኢኻ። ብመንጽር ጻዕቂ ትራፊክን ሓደጋታትን እንተሪኢኻያ`ውን ኣዚያ ውጽኢታዊት እያ። ሓደ መጀመርታኡ ዝመሃር ሰብ፡ ኣብዛ ናትና ክመሃር ከሎ ካብ ኩሉም ጸቕጥታት ናጻ ኮይኑ እዩ ዝመሃር። ብዓይኒ ዋጋ ተሪኢናዮ`ውን ዋላ ሓንቲ የብሉን። እዛ ባዕልና ዘማዕበልናያ ሶፍትዌር፡ ድኻምና እንተዘይኮይኑ ዝወጻላ ወጻኢታት የለን። እቶም ሃርድዌራት ድማ ኣዝዩ ብዙሕ ወጻኢታት ዝሓቱ ኣይኮኑን። ብዙኾነ ብዙሕ ኣስተዋጽኦን ጥቕምን ክህልዋ ኢና ትጽቢት ገይርና ዘለና።

### • ዘጋጠመኩም ብድሆ፤

እቲ ዝዓበየ ብድሆና ናይ ሓበሬታ ብድሆ እዩ ነይሩ። እቲ ነዛ ስራሕ ንምምዕባላ ዝተጠቐምናሉ ቋንቋ ስለዘይተማሃርናዮ፡ ንምፍላጡ ብዙሕ ኢና ደኺምና። ዳርጋ ገዛና ኣብ እንዳ ኢንተርነት ኢና ቀይርናዮ ነይርና። ከምቲ ንደልዮ ቅልጡፍ ኢንተርነት ስለዘይረኸብና`ውን ካብ ዱባይ ናይ ቪድዮ ኣስተምህሮታት ነምጽእ ነይርና። ብሓፈሻ ሓበሬታ ኣብ ምእካብ ዘጥፋእናዮ ገንዘብን ግዜን እቲ ዝዓበየ ብድሆና እዩ ነይሩ።

### • ዝኸሰብኩሞ ነገር`ከ፤

ከምቲ ኣቐዲምና ዝበልናዮ፡ ኣብቲ መጀመርያ ብዛዕባ`ዚ ዝተጠቀምናሉ ዓውዲ ወላ ሓንቲ ኣፍልጦ ኣይነበረናን። ኣብዚ ሕጂ እዋን ግና ድላይና ኣብ ንሰርሓሉ ብቕዓት ኢና በጺሕና ዘለና። ንስለዛ ስራሕ ኢልና ዝገበርናዮ ጻዕርን መጽናዕትን ዳርጋ 6ይ ዓመት ከምዝተማሃርና እዩ ዝሕሰብ። ብተወሳኺ`ውን ነንሕድሕድካ እትመሳልሉ፡ እትፈጥሮ ፍቕሪ ኮታ እተሕልፎ ምቁር እዋን ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ብሓቂ ንምዝራብ ነዛ ብፕሮጀክት ክንሰርሕ ከለና ካብ ዝደኸምናዮ ንላዕሊ ኢና ከሲብና።

### • ንኸተማስጥኡ ዕድል ክህበኩም፤

ብመጀመርያ ወለድናን መምሃራናን ስለቲ ተገዳስነቶምን ሓልዮቶምን በዚ ኣጋጣሚ ነመስግኖም። ኣማኻሪና ሚስተር ራማና`ውን ስለቲ ዝሃበና ናጽነትን ልዑል ደገፍን ምስጋናና ይብጽሓዮ። ኣብ ርእሲ`ውን ኑቶም ኩሉም ንብረታት ኣብ ምስናዕ ዝሓገዙና ሰባት ኣዚና ነመስግኖም።

### • ኣብ መወዳእታ ክትብልዎ ትደልዩ ነገር እንተሎ፤

ቀቅድሚ ፕረዘንቴሽን ምግባርና ናብ እንዳ መጓዓዝያ ከይድና ብዛዕባ ስራሕና ተዘራሪብናዮም ነይርና። በቲ ዝሰራሕናዮ ስራሕ ድማ ተሓጒሶም። ልዕሊ ምሕጓስ ኣፍልጦ ክህብዋ ድማ ትጽቢት ገይርና ኣለና። እዛ ስራሕ ኣብ ሕብረተ ሰብ እወንታዊ ጽልዋ ክህልዋ ትጽቢት ስለዘለና ዝምልከቶ ኣካል ቆላሕታ ክገብረላ ብትሕትና ንሓትት።

# ቀይሕ ባሕርና ምንጪ ፈውስና

ኣሚና ኻልድ

ኤርትራ ኣብ ቀይሕ ባሕሪ ልዕሊ 2200 ኪሜ ዝዝርጋሕ ገምገም ባሕሪ ኣለዋ። ብስነ-ሂወታዊ ብዙሕነቱ ገና ዘይተመዝመዘ ዝተፈላለዩ ኣትክልትን እንስሳታትን ድማ ይርከብዎ። ገለ ካብዚኣቶም ድማ ካብ መግብን ኣልባሳትን ሓሊፎም ከም መድሃኒት'ውን ከገልግሉ ከም ዝኽእሉ ተመሃሮ ስነ-መድሃኒት ኣብ ኮሌጅ ጥዕና ኣስመራ ከረጋግጹ ክኢሎም ኣለዉ። እዚ ድማ ኣብ ልዕሊ ስፖንጅ (Sponges) ዝተባህሉ ዓይነት ህይወታውያን እዩ ተገይሩ። እዞም ናይ ውሽጢ ባሕሪ ዘይንቀሳቐሱ ህይወታውያን እዚኣቶም፡ ዝተፈላለየ ቅርጽን ሕብርን ዘለዎም ኮይኖም፡ ኣብ ትሕቲ ኣዝዩ ማራኺ ዝኾነ ትርኢት ይርከቡ። እዞም ብዙሓት ዓይነታት ዝርከብዎም ሃብቲ ባሕርና ዝኾኑ ህይወታውያን እዚኣቶም፡ ክሳብ ሕጂ ኣብ ርእሶም ዝተገበረ ብዙሕ መጽናዕትታት የለን።

እዞም ኣብ ባሕሪ ዝርከቡ ህይወታውያን እዚኣቶም ዝተፈላለዩ መታኣኻውያን ወጽኢታት ናይ ምፍራይ ክእለት ኣለዎም። እዚኦም መታኣኻውያን ወጽኢታት ኢዮም ድማ ኣቓልቦ ዝተፈላለዩ ተመራመርቲ ስቦ ቀመም ክስሕቡ ክኢሎም ዘለዉ ምኽንያቱ ንዝተፈላለዩ ከም በዓል ካንሰር ዝኣመሰሉ ከበድቲ ሕማማት ክሕውዩ ዝኽእሉ ሞለኪዩላት ስለ ዝርከብዎም። ንገለ ካብዚኣቶም ማለት ኣብ ርእሲ ጸኒዖን ማይክሮብን ዝርኢዮዎ ጽልዋ ንምጽናዕ እዩ ድማ እዘን ተመሃሮ ኣብ ልዕሊ ካብ ድንሽ ዝተወሰደ ኣካሊት መጽናዕቲ ኣካይደን ዘለዋ። እዚ ብምእካብ ስፖንጅ ካብ ውሽጢ ከተማ ባጽዕ ዝርከብ ጥዋለት ዝጀመረ ስራሕ ድማ ብምውህሃድ ዝተፈላለዩ ኣካላት እቲ ዝተኣከበ ናይ ምጽራይ ምንቃጽ ምጥሓን መስርሕ ድሕሪ ምውዳእ ናብ ኣብ ኣስመራ ኮሌጅ ጥዕና ዝርከብ መዲሲናል ላቦራቶሪ ዘምረሐ። ኣብኡ ድማ እቲ ዝቐጸል መስርሕ ምፍላይ ናይቶም ኣብ ክሎሮፎርም ከምኡ ውን ሜታኖል ዝተባህሉ ኬሚካላት ክሓቁ ዝኽእሉ ክፋላት ናይቲ ፓውደር ተኻይዱ, እቲ ዝተኣከበ መስርሕ ድሕሪ ምሕላፉ ድማ ንፈተነ ድልው ኮይኑ። ኣብ ርእሲ ኣብ ቤተ ምርምር ዝፈረየ ድንሽ ድማ ጥንቃቐ ብዝተሓወሶ መስርሕ 12 መዓልትታት ዝወሰደ ፈተነ ተኻይዱ። ኣብ መወዳእታ ድማ ብፍላይ ኣብ ልዕሊ ካኣልቢካን (c.albicans) ዝተባህለ ታህዋስያን ዝበርቐ ጽልዋ ኣርእዩ። ኣብ ካልኦት ዓይነታት ማይክሮባት ውን ብመጠኑ ዝተወሰነ ጽልዋታት ኣርእዩ እዩ። እዚ ድማ ንመጻኢ ኣብ ዝገበር ምርምራት ዓቢ ባይታ ዘንጽፍ ብምኻኑ በቲ ሓደ, ኑቲ ገና ዘይተመዝመዘ ስነ-ሂወታዊ ብዙሕነት ገምገም ባሕርና ድማ ኣጉሊሑ ዘርኢ ብምኻኑ በቲ ኻልእ ኣገዳሲ ይገብሮ። ኑቲ ካብ ባሕርና ክንረኽቦ እንኽእል መጠን ኣልቦ ጥዕናዊ ጥቕምታት ዝዋሃብ ጠመተ ክዓቢ ኣለዎ ዝበላ መንእሰያት ኣፍራሕ ዓ/ዋህብን ፋጥማ ኢድሪስን ንምድንፋዕ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ መጽናዕትታት ተራ ዝተፈላለዩ ኣካላት ብፍላይ ድማ ሚኒስትሪ ጥዕና ኣገዳሲ ምኻኑ ኣስሚረናሉ።







# ሃገራዊ መንነት ከም ትእምርቲ ሓበን!

*ኣበባ መሓሪ*

ዕግበት ገለ ካብ'ቲ ዝልዓለ ደቂ ሰብ ካብ ህይወት ዝጽበይዎ ጻማ እዩ። እትብህጎ ብምኳን፡ ብምርካብ ወይ ብምብርካት ድማ ብዝልዓለ መልክዑ ክርከብ ይክኣል። እዚ ኩነተ-ዕግበት ምስ ናይ ገዛእ ርእስኻ ሃገራዊ መንነት ዝተዛመደ ምስ ዝኸውን ድማ ሓለፋ ይህልዎ። ንወገነይ፡ ንህዝበይ፡ ንሃገረይ፡ ዝብል ሃገራዊ ክብርታትና ድማ ነዚ ሓቂ እዚ ዘማእከለ ኮይኑ ንረኽቦ።

ብዙሓት ኣብ ወጻኢ ሃገራት ተወሊዶም ዝዓበዩ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ብሃገራውነቶም ክሕበኑን፡ ዘለዎም ብሉጽ ንሃገሮምን ህዝቦምን ገጸ በረኸት ከበርክቱን ምርኣይ ልሙድ ተርእዮ እዩ። ብዙሓት ኣብ ዝተፈላለየ ዓበይቲ ውድድራት ዝተዓወቱ ተወዳደርቲ፡ ቀላጽሞም ብምዕንታር ብሰብኣዊ ብቕዓቶም ክጅሃሩ ከለዉ፡ ኤርትራውያን ግን ኣብ ከባቢ ናይ ዓወት ሕንጻጽ ክበጽሑን ኣብ ጅባኦም ዘቐመጥዋ ሃገራዊት ባንዴራ መሽቶም ከምበልብሉ፡ ኣብ ጅብኦም ቅምጥቲ ባንዴራ ምስ ዘይትህልዎም ድማ ኣብ ከባቢኦም ሃገራዊ ባንዴራ እንተላ ሃሰው ክብሉ ምርኣይ ልሙድ እዩ። ንሎሚ ገለ ካብ'ቶም ኣብ ዝተፈላለየ ኣህጉራውን ዞባውን መድረኻት፡ ብምውድዳር፡ ብምኳን፡ ብምሃብ...ወዘተ፡ ልዑል ዝና ወይ ሽልማት ብምርካብ ስሞምን ስም ሃገሮምን ዘጸውዑ ገለ መንእሰያት ሓጺር ሌላ ክገብር፥

## ሻኖን ኣበደ፥

ወዲ 22 ዓመት፡ ኣብ ካናዳ ተወሊዱ ዝዓበየ ኤርትራዊ ካናዳዊ ኮይኑ ቀዳማይ ኤርትራዊ ኦሎምፒካዊ ተቐዳዳማይ ምንሽርታት በረድ እዩ። ሻኖን ኣብ መዕበያኡ ብዝቐሰሞ ሃገራዊ ሓበን፡ ምስ ስድራቤቱን ዝምልከቶም ኣወሃሃድቲ ኣካላትን ብምልዛብ ነታ ዝሕበነላ ሃገሩ ወኪሉ ክወዳደር ወሲኑ። በዚ ድማ ኣብ ዓመተ 2018 ኣብ ፕዮንግቻንግ ደቡብ ኮርያ ኣብ ዝተኣንገደ ኦሎምፒክ ሓጋይ ንኤርትራ ኣብ'ቲ ንሃገራት ዞባ በረድ ዝተሓዘ ውድድር ሓጋይ ንመጀመርታ ግዜ ከመዝግባን ብሓበን ባንዴራ ሃገሩ ከምበልብልን በቒዑ።





## ቲፋኒ ሓድሽ፥

ኤርትራዊት ኣሜሪካዊት ኮይና፡ ህብብቲ ኮሜድያን፡ ተዋሳኢትን ተላሃይትን እያ። እዛ ጓል 38 ዓመት ስነጥበበኛ፡ ኣብ ልዕሊ 25 ናይ ተለቪዥን ሓጸርቲ ፊልምታትን ኣብ ዓበይቲ ተኸታተልቲ ፊልምታትን ዝተዋስአት ኮይና፡ ስነጥበባዊ ብቕዓታ ዝምስክር Primetime Emmy Award፡ BET Awards፡ Black Reel Awards ዝብል 03 ሽልማታት ዓቲራ። ኣብ ዓመተ 2018 ኣብ'ቲ ብቐጥታ ዝመሓላለፍ መደብ ተለቪዥን ሳቱርደይ ናይት ናይ መጀመርታ ኣፍሪቃዊት ኣኣንጋዲት ኮይና ከም ዝበለጸት ጋሻ ተዋሳኢት ዝተሸለመት ቲፋኒ፡ ኣብ ተመሳሳሊ ዓመት "Girls Trip" ኣብ ትብል ስርሓ ከም ዝበለጸት ተዋሳኢትን ዝበለጸት ተሓጋጋዚት ተዋሳኢትን ዝብል ድርብ ሽልማት ዓቲራ። ስነጥበበኛ ቲፋኒ ሓድሽ ነቲ ዝተዋህባ ናይ ሽልማታት ጽንብል ናይ ሚድያ ኣጋጣሚ፡ ብመሰረት ለበዋ ነፍስሄር ወላዲኣ፡ ኤርትራዊ ሓበና ንምግላጽ፡ ባህላዊ ጥልፍን ብሕብሪ ባንዴራ ኤርትራ ዝጌጸ ቬሎን ብምኽዳን፡ ንሃገራ ኤርትራ ምስ ሚልዮናት ተኸታተልታ ኣላልያ።




## ግሬስ መሓሪ፥

ጓል 29 ዓመት ኤርትራዊት ካናዳዊት ኮይና፡ ኣብ ዓውዲ ውድድር ሞዴል ብደረጃ ኣህጉር ዝወዳደር ስርሓት ዘቕረበት ሞዴሊስት እያ። በዚ ድማ ኣብ ምውዕዋዕ ፍርያት ብርክት ዝበላ ስሙያት ትካላት ዝሰርሐት እያ።

ኣብ 2015 ፕሮጀክት ጸሓይ Tsehigh-Project ዝብል ኣብ ማሕበራዊ ዕላማ ዝነጥፍ ዘይመኽሰባዊ ትካል ምዝጋሕ መሳሪሒታት መመንጨዊ ጽሓያዊ ጽዓት ብምምስራት፡ ብሃገራ ኤርትራ ብምፍላም ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ቁጠባዊ ዓቕሚ ንዘይብለን ስድራቤታት መሳለጥያ ምምንጫው ጽሓያዊ ጽዓት ብናጻ ብምዕዳል ንደቂ ሰባት፡ ሰብኣዊ ኣገልግሎት ኣብ ምሃብ ትርከብ።



እዛ ብሓያል ጻዕራ፡ ብኽርተት፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ብመስዋእቲ ብሉጻት ደቃ ዳግማይ ዝተፈጥረት ኤርትራን ህዝባን፡ ብሉጻት ብምኳንን ዘሎና ብሉጽ ከም ገጸበረኸት ናትኪ. ናትኪ ኢና ብምባል ጥራይ ኢና ክንድብሳ ንኽእል እሞ፡ ኤርትራውያን መንእሰያት ድያስፖራ ሃየ ድኣ በቢቲ ንነጥፈሉ ዓውዲ ብሉጻት ብምኳን ኣሰር ብሉጻት ኣሕዋትናን ኣሓትናን ብምኽታል ስም ሃገርና ብዝበለጸ ንኾልዕ።




# ዓውደ ትምህርቲ ክትመርጹ ከለኹም

መም/ ስቴላ መሓረና

እዚ ዘለናዮ ወቕቲ እቶም ንዓመት መመላእታ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይካኣሎ ዝጸንሑ ተመሃሮ ድሕሪ ዕረፍቶም ናብ ኮሌጅ ዝጽንበርሉ እዩ። ዝበዝሑ እዋን ካብ ካልኣይ ደረጃ ናብ ኮሌጅ ኣብ እንሰጋገረሉ እዋን ኣየናይ ዓውዲ ከጸንዕ ምኳንና ንኽንወስን ንጽገም ኢና። ተመሃሮ ቡቲ ኣብ ማትሪክ ዘመዝገብዎ ወጽኢት፣ ኣብ ኣየናይ ደረጃ ከም ዝመሃሩ ይውሰን። እቶም ናይ ዲግሪ ነጥቢ ዘመዝገቡ ንዲግሪ፣ እቶም ናብ ዲፕሎም ናብ ዲፕሎም፣ ሰርቲፊኬት ከኣ ኣብ ናይ ሰርቲፊኬት ደረጃ ይመሃሩ። ካብኡን ናብኡን እቶም ኣብ ሓደ ደረጃ ዘለዉ፣ ንኣብነት ኣብ ዲግሪ ፕሮግራም ዘለዉ፣ ዘመዝገብዎ ነጥቢ ካብን ናብን ይፈላለ፡ካብን ናብን ይበላለጹ እዮም። ኣብ ዝሓለፉ እዋናት ከም እተዓዘብናዮ ኸኣ እዚ ዘመዝገብዎ ነጥቢ ነቲ ዝመርጽዎ ዓውዲ ክውስን ይኽእል።

ብቐንዱ ግን ክሳዕ ናብ ኮሌጅ ዝሕወሱ ኣየናይ ዓውዲ ክመሃሩ ከም ዝደልዩ ዘይፈልጡ ተመሃሮ ውሑዳት ኣይኮኑን። እቶም ተመሃሮ ዓውዲ ብቐንዱ ኣብ ዘለካ ድልየትን ዝምባለን ይምርኮሱኻ እንተ ኾኑ፣ ቡብእዋኑ ከም ከኣታቱ ዝመጽኡ ረቛሒታት'ውን ኣይሰኣኑን። ገለ ተመሃሮ ንሓደ ዓውዲ ቡቲ ዝምእምኦም ዓይነት ትምህርቲ ይሰርዕዎ፣ ገለ ቡቲ ቀልጢፉ ገንዘብ ዝርከቦ ይሰርዕዎ፣ ገለ ቡቲ ዘመዝገብዎ ነጥቢ የመዝግብዎ።

ህይወትካ ብዝደለኻዮ መገዲ ክተኸዳ ምሉእ ስልጣን ኣለካ፣ እቲ ናይ ህይወትካ መገዲታት ብዙሕ ፍቓድካ ኢኻ እትመርጽ። ግና ኣብ ዝኾነ ቻሌዳ ሓደ ግዜ ደው ኢልካ ምሕሳብ ኣድላይነቱ ዕዙዝ እዩ። ካብ መቐርብኻ፣ መምህራንካን ኣያታትካን ምኽሪ ክትሓትትን ክትረክቡን ትኽእል ኢኻ። እዞም ትሓቲቶም ተዘርዚሮም ዝርከቡ ነጥባታት እንመርጾ ዓውደ ትምህርቲ ብኣየናይ ዓይነ ርኢና ክንመርጽ ከም እንኽእል ዝኣንፍቱ ክኾኑ እዮም።

### ንመን ኢልካ ትመሃር?

ካብ ግዜ ቈልዕነትና ምስ ዓበኻ እንታይ ኢኻ ትኸውን ተባሂልና ንሕተት ነይርና ኢና። እዚ ሕቶ ክሳዕ ማትሪክ ተኻፊልና ነጥቢ ነምጽእ ካብ ዝጠንና ኣይወርድን እዩ። ናብ ኮሌጅ ዘእቱ ነጥቢ ሒዝና ኣብ እንምለሰሉ እዋን ከኣ ኣጉዳስቲታን በዳህቲታን ዓበዩ ትጽንሓና። "እንታይ ኢኻ ክትመርጽ?" ዝብል ሕቶ ዝመጽኣ በጺሒ'ዩ ዝሓተና። ሓቲቱ መልሲኻ ሰሚዑ ዝኸይድ'ኳ ድሓን'ዩ። ገለ ግን ነቲ ንሰኻ እትመርጾ 'እዚ ይሕሸካ' 'እዚ'ዩ ሎሚ ዝበልጽ' ወዘተ. እናበሉ ንውሳኔኻ ይፈታተንዎ። ንሰኻ ግን እታ መጀመርታ ንኡስኻ ክትሓታ ዘለካ ሕቶ "ንመን ኢለ'የ ዝመሃር?" ኢልካ ሕተት። እቲ መልሲ ብርግጽ ንኡስና ኢልና ኢና እንመሃር። ስለዚ ደጋግምካ ኣረጋግጽካ ክትፈልጦ ዝግባእ ንስለ ወለድኻ፣ ኣሕዋትካ፣ መምህራንካ ወዘተ. ኣይኮንካን ክትመሃር። ድልየትካን ባህጊኻን ኩሉ ግዜ ኣብ ቅድሚት ኣቐምጥ።

ብትምህርታ ካቡቶም ብሉጻት ተመሃሮይ ዝነበሩ'ያ። ኣብ ማትሪክ ተሳቲፉ ምሉእ ነጥቢ ከም ዘመዝገበት ሰሚዐ ነርከ። ኣጋጣሚ ኩይኑ ድሕሪ ሰለስተ-ኣርባዕተ ዓመታት ምስ ረኺበኩዋ ኣነ ተሓጊሰኩ። ንሳ ግን ዛ ስኣምታ ከየጸገበትኒ ክትክይድ ትደሊ ነበረት። ሕልማን ድልየታን ገና ኣብ ዓሰራይ ክፍሊ እንከላ እፈልጦ ነይረ'የ። ምሉእ ኣርባዕተ ነጥቢ ሒዛ ስለ ዝተመልሰት ከኣ እቲ ናይ ሕልማ ዓውዲ ተጸንዕ ከም ዘላ ትሑዝ ጌይረ ነርከ። ሸበድበድ ምባላ ግን ኣየቐሰነኒ። ድሕሪ ብዝፈለጥኩዎ ግን፣ እቶም ካብኣ ዝዓበዩ ኣሕዋታ ምሉእ ነጥቢ ስለ ዘሎዋ መዲካል ዶክትረይት ከተጽንዕ ደፋፊኦማ፣ሕልማ ግን ንሱ ኣይነበረን። መዲካል ዶክትረይት ኣርባዕተ ምሉእ ስለ ዝሓዝካ ጥራይ ዝእቱ ኣይኮነን። እዛ ተመሃሪተይ ነር ግን ደሃይ ውሽጣ ጉዲፋ ኣትያቶ። ዝኾነ ስምዒት ክህባ ስለ ዘይክኣለ ተጉዳስቲታ ጉዲሉ። ንምምሃርን ዘይምምሃርን እትወላወለሉ ግዜ በጺሓ። ስለዚ ንሰኻኸ ንመን ኢልካ ኢኻ ክትመሃር?

### ዝምባለኻን ሓይሊኻን ትፈልጦ ዲኻ?

ሓደ እዋን ኣብ ስሩፍልጡት ኣገዳዩ ግዱሰን ንፉዕን ተመሃራይ፣ "ኣነ ሳይንስ እፈትዎ'የ፣ መዚቃ ኸኣ እፈትዎን ደስ ይብለኒን እዩ። ናበይ እንተ ወሰንኩ ይሕሸኒ?" ክብል ሓቲተኒ። ጸቡቕ ሃገሩ ኣብ ዓድና ናይ መዚቃ ኮሌጅ ስለ ዘይብልና ኣብቲ ኣገዳዩ ዘድምዓሉን ንባዕሉ ዝፈትዎን ሳይንስ ጸቒጡ ክሰርሕ፣ ንመዚቃ ኸኣ ግዜ እናሃበን ብውልቁ እናተማህረን ክዕበዮ መኺረዮ። ዝምባለኻ እንታይ'ዩ ምፍላጥ ንውሳኔኻ ሓጋዚ እዩ።

ዝምባለን ኣብ ሓደ ዓይነት ትምህርቲ ዘለካ ዕቑሚ ወይ ሓይሊን ፈላሊኻ ክርኢ ይኽእል። ሓደ ንቑጽሪ ፊዚሙ ዘይፈትዎ ተመሃራይ ገጢሙኒ ይፈልጥ'ዩ። ነፊዑ ናይ ዲግሪ ነጥቢ ሒዙ ካብ ሳዋ መጺኡ። "ቁጽሪ ፊዚመ'የ ዘይፈትዎ፣ሕመቐይ ከመሓይሽ ብዙሕ ጸዒረ ኣይኮነለይን። ቁጽሪ ዘይብሉ ዓውደ-ትምህርቲ ብኸመይ'የ ክመርጽ?" ብምባል ሓተተ። ዝኾነ ተመሃራይ ሕማቐን ጸቡቐን

ጉድኒ ኣሎም። ኣብይናይ ዓይነት ትምህርቲ ዝያዳ ይብርሆን የድምፅን ዝፈልጥ ተመሃራይ ከድምዓሉን ክዕወተሉን ዝኽእል ዓውዲ ክመርጽ ዘሸግር ኣይኮነን። "ህይወትካ ምስ ቀጻሪ ከይተጋጠምካ ኣይትሓልፍን ኢኻ። ግና ቀጻሪ ብዘይ ምፍታውካ ዘርብሑኻ ዓውዲታት ክትፈልጦም የድሊ። ኣብ ከፃዚ ናትካ ኣጋጥሚ ከም ጋዜጠኝነትን ህዝባዊ ርክባትን ዝኣመሰሉ ዓውዲታት ከተጸንዕ ይከኣል" ተባሂሉ መልሲ ተወዋሂቡዎ ነይሩ።

ገለ ተመሃሮ'ውን "ንኸሉ ብሞያዕረ'የ ዝፈትዎን ዘድምዓሉን'ኣየናይ'ዩ ዝሕሸኒ ግን ኣይፈልጥን'የ?" ይብሉ'የም። ኮሊጅ ማዕከን ዕድላት'ዩ። ኣብ ብዙሕ ክፍሊን ዓይነት ትምህርቲን ስለ እትኣቱ፡ ንዘተፈላለዩ ዓውዲታት ክትላለዮን ክትድህሰሶን ኢኻ። ካብ ኩሉ ርኢኻ ንዓኻ ዝጥዕም፡ ትፈትዎን ምስ ባህሪኻ ዝተሓሓዘን ክጸንሓካ እዩ። ዓውዲ ክትመርጽ እንከለኻ ቡቲ ህይወትካ ክትናበረሉ ትደልዮ ሞያ'ውን ስለ ትሓስብ ኣትከርካ ምስትውዓል የድሊ።

ከም ልምዲ "ኣነ ኣብ ምሸምዳድ'ዩ ሓይለይ፣" "ኣነ ኣብ ኳልኩለሽን'ዩ ሓይለይ፣" ንብል ኢና። ገለና በቢእዋኑ ፈተና እናተዋሃብና ዓመት ምሉእ ኣብ ስራሕን መጽናዕቲን ክንጽመድ ንፈተዘለና ብኣጠቓላሊ ፈተና ክንኻረጅ ንፈተዘለ ክልሰ-ሓሳብ ንፈቱ ገለ'ውን ግብራዊ ትምህርቲ ንፈቱእዚ ድልየትናን ዓቕሚናን ናይ ብሓቂ ንሱ ደዩ ምርግጋጽ ኣገዳሲ'ዩ። ሓደ ሓደ እዋን ኣብ ንመምህራንና ፈተና ንፈትዎ፡ ወይ ንመምህራንና ጸሊእና ንጸልኦም ዓይነታት ትምህርቲ ዝዚ ከፃዚ ዝኣመሰለ ውሳነ ክንወስን ምኽንያታትያን ኩይናም ኣይቀርቡን።

## መጽናዕቲ ኣኪይድ

እቲ ቅድም ዝስራዕ ምስ ኑበሲኻ እትገብሮ ዝርርብ እዩ። ንሰኻ ሓደ ኣንፈት ምስ ሓዝካ መጽናዕቲኻ ጀምር። እቲ ክተመሃሮ እትደልዮ ዓውዲ ካልኣይ ደረጃ እንከለኻ ክትሓሰበሉን ክትፈልጦን ዝጎበኣ'ኳ እንተ ኾኑ ኣብዚ ዘለኻዮ ደረጃ ክትምርምሮ'ውን ንብር'ዩ። ከምቲ ኣቦታትና "ኣድቂቕካ ዝመተርኻዮን ሓሲብካ ዝተዛረብካዮን እቲ ኣይሓንቕ እቲ ኣይሓምቕ" ዝበሉዎ፡ ኩሉ ግዜ መርማሪኻን ተረዲእኻን እትወስዶ ውሳነ ተመሊሱ ኩጣዕሰካ ኣይክእልን። ናይ ፊለማ ስጉምቲ መጽናዕቲኻ ምሕታት እዩ። ንኣብነት ነዞም ዝስዕቡ ሕቶታት ክትሓትት ትኽእል፤

- ኮሊጃትና ከመይ ዝበላ እየን?

- እንታይ እንታይ ዓውዲታት ኣለወን?

- ኣየናይ ዓውደ ትምህርቲ ክንደይ ዓመት ይወስድ?

- ሓደ ዓውዲ ኣብ ትሕቲኡ ዝሕቑፎም 'ኢክስተንሽናት' እንታይ እንታይ'የም?

- ኣየናይ ዓውደ ትምህርቲ ምስ ትብህን ሞያ ስራሕ ይኸይድ?

- ዝበርትዓካ ወይ ዝቐለካ ዓይነት ትምህርቲ ዝያዳ ዝምርኩሰ ኣየናይ ዓውዲ'ዩ?

- ብልጫን ድኽመትን ናይ ነፍሲ-ወከፍ ዓውዲ እንታይ እዩ?

- ዝደለኻዮ ዓውዲ ኣበየናይ ኮሊጅ ኣሎ?

- (ምናልባት ምስ ኩነታት ጥዕናኻን ካልእ ዘየኽእለካ ጸገማትን ዝኸይድ ዓውዲ ኣየናይ እዩ?)

መጽናዕቲኻ ኣብ ደቀቕቲ ዝርዝራት ዝኣተወ እንተ ኾነ ከሐገሰካ እዩ። ኣብዚን ከም ምርጫ እትቕርበን ዓውዲታት ዝርዝራዊ ሓበሬታ ክትረክብ ፈትን። ሓበሬታ ንዝተፈላለየ ኣብ ኮሊጃት ዝመሃሩ ይኾኑ ብኢኡ ዝሓለፉ እናሓተትካ ከተካይዶ ይከኣል። ኣብ መርበብ ሓበሬታ እልቢ ሓበሬታት ክትረክብ ትኽእል ኢኻዮና ምስ ውድዓውነትካ ኣመዛዚኖ።

## ጸባሕ ክትነብረሉ እትደሊ ዓይነት ስራሕ?

ህይወት ከም ውሑጅ ብዘየመቓ ክትምራሕ ምርኣይ ልሙድ'ዩ። ብዙሓ ጸባሕ ምዝራብ ማለት ብዙሓ ኣብ ሎሚ ትገብሮም ምዝራብ ማለት'ዩ። ጸባሕ ብርግጽ ወጽኢት ሎሚ እያ። ሰብ ኣብ ጸባሕ ዝኸውን ኣይፈልጥን። ግና ሓደ ግዴታ ኣሎዎ፡ ንሎሚ ብቑዕ ኩይኑ ክሓልፋ። ብዙሓ ጸባሕ እትምራሓሉ ሞያ ሓሲብካ ትፈልጥዶ? እንተውሓደ ርግጸኛ ኣይትኸውንን እምበር ዝርኣየካ ገለስ ኣሎ።

ብዙሓ ትነብረሉ ሞያ ንእሽተይ ኣንፈት ሓሳብ እንተ ኣለካ፡ ንዕኡ ዝመጥን ትምህርቲ ኣየናይ እዩ ምፍላጥ የድሊ። ሓደ እታ ናይ ኣቦኣ ናይ ሕርሻ ናብራ ዝፈትዋ ሰብ "ብሕርሻ ክናበር'የ ዝደሊ፣" ኩብል ይኽእል። ንሕርሻ ብብዙሕ መዳዩ ነጺሉ ዘምህር ኮሊጅ ሕርሻ ሓመልማሎ ኣሎ። ኣብ ኮሊጅ ሕርሻ ዘሎ ዓውዲታት ንኹሉ ገጽታ ሕርሻ ኣቦና ሳይንሳዊ መገዲ የትሕዝ። እቲ ንዕኡ ዝቐርቦን ዝቐሎን ዓውዲ ብምጽናዕ፡ ብኸሉ ነገሩ ዝሰልጠነ ናይ ሕርሻ ዕዮ ክህሉዎ ይኽእል። ኣብ ካልእ ዓውዲታት'ውን ከምኡ። ስለዚ ብዙሓ ናይ መንበሮኻ ሞያ ምሕሳብ ማለት፡ ብተዘዋዋሪ መገዲ ክተጽንዮ እትደሊ ዓውዲ ንምንጻር ክሕግዞካ ይኽእል።

"ኣንቲ ኣነስ ተቐርቂረ፡ኣኪቴክት ምኻን ደስ ይብለኒ'ዩ፡ኣብ ሕክምና'ውን ንፍዕቲ ክኸውን ምኻነይ እፈልጥ'የ። እንታይ ይሕሸኒ በዓኺ?" በለትኒ ንእሽተይ ሓብተይ ሓደ ግዜ። "ንሱ ንዓኺ'ዩ ዝምልከት። ኣብ ሓደ እዋን ኣብ ብዙሓት ነገራት ንፍዕቲ ክትከውኒ ትኽእሊ ኢኺ። እቲ ኣመና ዘገድሰኪ፡ እቲ ጸባሕ ክህሉወኪ ትደልዩዮ ሞያ ኣመዛዚንኪ ክትወስኒ ትኽእሊ ኢኺ። እዩም ትመርጽዮ ብተምሳጥኪ፡ ዓቕሚኺ፡ ብቐዓትኺን ትዕግስትኺን ፈላሊኺ ረኣይዮም" ኩብል መለስኩላ። ንሰኺም'ውን ዝታት ኣብ ግምት ከተእትውዎ ትኽእሉ ኢኹም።

ተወሳኺ፤ ሓንሳእ ምስ ወሰንካ ንድሕሪት ኣይትመለስ ዝበል ሕጊ የለን። ቡቲ ኢልካ ቡቲ እቲ ቀምነገር ንዓኻ ካብ ኩኡ ጽሒሕካ ሓሲብካ እንተ ቐይርካ ነውሪ ኣይኮነን። ሓደ ዓውዲ ክትመሃር ወሲንካ ነይርካ፡እንተ ኾነ ክትቅፅር እንተ ደለኻ ኣይትሸቐረር። ሓሳብካ ብዙሓሸ ሓሳብ ምቕያር ኣይኮነን ዝጽላእ፣ እንታይ ደኣ ኣብቲኣ ጽሒሕካ ናብቲኣ፡ ሰቕ ኢልካ ወላእላእ ምባል፡ ዘይምውሳን፡ ናትካ እምነትን መትከልን ዘይምህላው'ዩ ዝጽላእ።

ከም ካልኣይ ነጥቢ፡ እትመርጾ ዓውዲ ብዘይካ እዞም ዝጠቐስናዮም ምስ ኣታዊ፡ ናይ ስራሕ ውሕስነት፡ ሓላፍነትን ካልእን ዝህሉዉኻ ረብሓታት ኣዞሚድካ ክትመርጽ ትኽእል። ግና እዞም ልዒሎም እተጠቕሱ ነጥበታት እንተውሓደ ክትምልኦም የድልዩ።

## ገለ ካብ ኣገደስቲ

# ክልሰሓሳባት ስነፍልጠት ዓለምና

መም/ ስቴላ መሓረና

### ፍልቀትን ተፈጥሮኣዊ ምርጫን

እዚ ኩሉ ህይወታዊ ኣብዚ ዓለም ዘሎ'ኸ ካበይ መጺኡ? ሰብ ካበይ መጺኡ? መን'ዩ እቲ ናይ መጀመርታ ሰብ? ሓቂ ደዩ ሰብ ህበይ ነይሩ ዝብሉዎ? ሓቂ ደዩ'ኸ ካብ ሓሰ'ኻ'ዩ ፈሊቑ ዝብሉዎ? ዘረፍ ከም ዓጋዜንን ጤለቤዱን ክሳዳ ሓጺር ነይራ ዝብሃልከ? ዝብሉን ካልኦትን ሕቶታት ገና ከዮካትዑ ኣይሓልፉ። ኣብዚ ስልጡን ሕብረተሰብ ክንዲ'ዚ ዘካትዕሉ መጀመርታ ነዚ ሓሳብ ፍልቀት ዘቕረቡ ስነፍልጠተኛታት እንታይ ዓይነት ተቓውሞ የጋጥሞም ነይሩ ምግማቱ ኣየጸግምን።

ኣብዚ እዋን'ዚ ኣድማስ ከመይ ኢሉ ከም ዝቖመ ዝገልጽ ሓደ ኣምር ኣሎ፡ ፊዚክስ ኣብ መዓልታዊ ህይወትና እንታይ ተራ ይጻወት'ውን ክፍለጥ ተኻኢሉ። ሰብ ከመይ ኢሉ ከም ዝቖመን ናብዚ ሕጂ ዘለዎ ደረጃ ከመይ ኢሉ ከም ዝበጽሐን ኣንፈትና ክንጠዊ። ብዙሓት ስነፍልጠተኛታት፡ ኣብ መሬት ዝነበር ኩሉ ህይወታዊ ሓደ ኣቦው (መበቈል ዘርኢ) ከም ዘሎዎ እዩም ዝገልጹ። እንተኾነ ኩሎም ህይወታውያን ናብ ኣዝዩ ዓቢ ፍልልይ ዘኸደም እተፈልየ ንጹር ጃንዳ ኣሎምም። እዚ ዓቢ ፍልልይ ዝመጽአ ብፍልቀትን ውርሻኣዊ ምዕባለን እዩ።

ህይወታውያን ብዐኣኩብ ክነብሩ ጀመሩ። እዞም ጠቢዮናም ዝነብሩ ህይወታውያን፥ብበይኑ ጠባይ ከማዕብሉ ከኣሉ። እቲ ልሙድ ጠባዮም ምስ ግዜ ይቕይሩ፥እቲ ዝመጽእ ወለዶ ድማ እተፈልየ ባህሪ ሐዙ ይፍጠር። ኣብ ጉዕዞኦም ንምንባር ዘድልዮም ባህሪ እናማዕበሉ ክኸዱ እንከለው፡ እቶም ነዚ ባህሪ ዘማዕበሉ ዝያዳ ናይ ምንባር ዕድል ይህሉዎም። ንኣብነት ዕንቅርያብ ሓመዳዊ ሕብራ ኣብ ጫቃ ወይ ዝቕቲ ተመሳሲላ ክትነብር ይሕግዛ። ከምዚ ዝበሉ ህይወታውያን ንኽነብሩ ብባህሪ ዝተሓርዩ እዮም። "ብተፈጥሮ እተመርጹ" ኸኣ ይብሃሉ። እዚ ኣምር ካብዚ ንላዕሊ ኣዝዩ ክገፍሕ ይኽእል'ኳ እንተኾነ እቲ መባእታዊ ኣምሩ ነዚ ይመስል። ኣብ 19 ዘመን ቻርለስ ዳርዊን ንፍልቀት ከጽንዕ እንከሎ፡ ኣብዚ ኣርእስቲ መሰረታዊ ለውጢ'ዩ ፈጢሩ።

### ክልሰሓሳብ ተዛማድነት

ኣብ ኣካድያሚ ጉዕዞ ትምህርቱ ዕውት ኣይነበረን'ምበር ንፊዚክስ ዓለም ዓቢ ኣበርክቶ ገይሩ። ኣብ ጉዕዞ ትምህርቲ ምውዳቑን ምትንኻእን ንቡር ምዃኑ ንኽረድኡ ናቱ ዛንታ'ዩ'ም ዘምጽኡ። ገና ብንእሱ ዓቢይቲ ርኽበታት ዝነበሩ፥ ንዓለም ምስ ጸዓት ስነፍልጠታዊ ዝምድና ዝፈጠረሉ፥ ንዓለም ኣብ ኣድማስ ዘሎዋ ኣጠማምታ ዝቐየረ ስነፍልጠተኛ ኣልበርት ኣይንስታይን እዩ። እዚ ክልሰሓሳብ ተዛማድነት ከኣ ባዕሉ ዝረኸቦ እዩ። እዚ ክልሰሓሳብ እዚ ንሓዋሩ ኣገዳሲን ኣድላዪን ክኸውን ዝገበሮ ኸኣ፥ ሰብ ኣብ ኣድማስ ዝነብሮ ኣጠማምታ ከም ዘይምለስ ገይሩ ስለ ዝቐየሮ እዩ።

ኣይንስታይን፥ "ህዋን ግዜን ምሉኣት ወይ ፍጹማት ኣይኮኑን። ስሕቡት ከኣ ኣብ ልዕሊ ሓደ ግዝፅ ወይ ርዝነት ብቐሊሉ ዝዋሳእ ሓይሊ ኣይኮነን። ምስ ዝኾነ ርዝነት ዘሎዎ ግዝፅ ዝዋሳእ ሓይሊ ስሕቡት፡ ንህዋን ግዜን ኣብ ዙርያኡ ከም ዝጥወዩ ይገብሮም፡" ምስ በለ ዓቢ መቐይሮ ሓሳብ ከም ዘምጽአ ተገልጸ። ነዚ ኣምር ንምቕላሉ እዚ ዝስዕብ ኣብነት ንርአ፥

ንመሬት ብትኽ ዝበለ ሕንጻጽ ትሰንጥቓ ኣለኻ ንበል። ካብ ሰሜናዊ ዋልታ ተበጊስካ ኣለኻ ንበል። ሓደ ሰብ ከኣ ኣንፈትካ ኣብ ካርታ ከቓምጦ እንከሎ፡ ካቡቲ መገሲካ ንደቡባዊ ምብራቕ ገጽካ ኣቢልካ ክትጽንሖ ኢኻ። ምኽንያቱ መሬት ከም እንቋቑሖኣዊ ቅርጺ ስለ ዘሎዎ እዩ። ናብ ምብራቕ ክትጓዓዝ እንከለኻ፥ ንቕርጺ መሬት ኣብ ግምት ኣእቲኻ (ኣብ ወረቐት እተሳእለ ካርታ ዓለምን ግሎብን ዘሎምም ፍልልይ ዘክር)፥ ቀጥታ ናብ ሰሜን ገጽካ ክትብልዕ ኣለካ ማለት'ዩ። ንመሬት ትዘውር ናይ ህዋ መንኮርኮር ኣብ ሰጥ ዝበለ መስመር (straight line) ትጓዓዝ ዘላ ኮይና ክትረአ ትኽእል ትኸውን። ብግብሪ ግን ብሰንኪ ስሕቡት መሬት እተጠምዘዘ መስመር ይህሉዋ።

ናይ ኣይንስታይን ክልሰሓሳብ ተዛማድነት፡ ንመጻኢ ኣስትሮ-ፊዚክስን ኮስሞሎጂን ዘይንቕንቕ መሰረት እዩ።






ሕብረተሰብ

# ንኡብስኻ ምድራኽ



እቲ ሓቀኛ ውልቃዊ መንነት ናይ ሓደ ውልቀ ሰብ በቲ ኣብ በይኑ ዝኾነሉ እዋን ዘርእዮም ባህርያት ከምዝምዘን ዝገልጽ ሓደ ኣበሃህላ ኣሎ። እዚ ማለት ከኣ ንኣብኑት ኣብ መገዲ ንበይንኻ ከለኻ ወይ ዝዕዘቦካ ፍጡር ኣብ ዘይብሉ እዋን ወዲቑ ንዝረኸብካዮ ንብረት ንውልቅኻ ከተውዕሎ እንተፈቲንካ ኣብቲ ሰብ ዝተኣከበሉ ድማ 'ናይ መን'ዩ?' ትብል እንተደኣ ኴንካ፡ እቲ ንዓኻ ዝገልጽ መንነትካ እቲ ቀዳማይ ደኣ'ምበር፡ እዚ ዳሕረዋይ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ። ኑብስኻ ምድራኽ'ውን እምበኣር ካብ'ዚ ኣገላልጻ'ዚ ዝፍለ ኣይኮነን።

ደቂሰባት ብተፈጥሮና ንበሎ ወይስ ብባህርና ኣብ ሰለስተ ክንምደብ ንኽእል። እቶም ሓደ ነገራት ዝፈጥሩ ወይ ዝሰርሑ፡ ካልኦት ድማ ኑቲ ዝተሰርሐ ስራሕ ዝዕዘቡ ክኾኑ ከለዉ እቶም ሳልሳይ ዓይነት ከኣ በቲ ብኻልኦት ዝተሰርሐ ስራሕ ዝግረሙ ወይ ዘድንቑ'ዮም። እቶም ንኡብሶም ዝድርኹ ድማ ብዘይ ጥርጥር እቶም ዝሰርሑ ሰባት እዮም። ብልክዕ እውን ካብ ብኻልኦት ብዝተሰርሐ ምግራምን ተዓዚቢ ጥራሕ ምኻንን ብእት'ኽእሎ ናትካ ክትሰርሕ ምኽኣል ዝመስልሎ የለን። ብቐንዱ መንእሰይ ማለት ፈጣሪ ዕድላት ክኸውን እንከሎ'ዩ ንሎሚ እናነበረ ንጽባሕ ዝሓሸት ክገብር ዝኽእል ደኣ'ምበር ኣህላኺ ሓሳባት ካልኦት ፈጠርቲ ጥራሕ ክኸውን ኣየምሕረሉን።

ቀዳማይ፡ ኣቐዲምናን ልዕሊ ኹሉን ናይ ስምዒታትና ሓላፍነት ክንወስድ ይግበኣና። እዚ ማለት ከኣ ኑቲ ኣብ መገዲ ኩልሳዕ ዘሸግረና (ብፍላይ ንደቂ ኣንስትዮ ዝላኽፍ ዓዋን ኀበዘ ክኸውን ይኽእል)፡ ወይ ኣብ ስራሕና ዘጓንፈና ባህ ዘዩብል ሰብ ደዩ ወላ በቲ ኩነታት ኣየር ናይ'ታ መዓልቲ፡ ቁጽሪ ሞባይል ደጋጊሙ ዝጋገ'ሞ ናባኻ እናደወለ 'እከለ ዲኻ?' ዝብል ሰብ ይኹን ካልእ ኑቲ ኣብ ስምዒትና ዝፍጠር ኩነታት ማለት ክንሓርቕ ዲና ክንጉሂ ናትና ሓላፍነት ምኳኑ ኣይንዘንግዕ። ዘጋጠመ የጋጥመና ብዘየገድስ ከምዚኣም ዝኣመሰሉ ባህ ዘይብሉና ነገራት ምስዘጓንፉና ንስምዒትና ናብ እወንታዊ ሸነኹ ናይ ምምእዛን ሓላፍነት ናትና'ዩ ዝኸውን። ስምዒትና ብኣወንታ መሪሕና ማለት ከኣ ንኡብስና ብኣወንታዊ መገዲ ንምድራኽ ቀዳማይ ደረጃ ሰጊርናዮ ማለት'ዩ። ኣብ ጽቡቕ ስምዒት ምህላው ንስራሓትካ ብዓወት ክትፍጽም ዘኽእል ስለዝኾነ።

ካልኣይ፡ ካብቲ ቀዳማይ ዘይፍለ'ኳ እንተመሰለ ብቐንዱ ናይ ኣተሓሳስባና ወይ ንነገራት ዘለና ኣጠማምታ ለውጢ ዝሓትት'ዩ። ክትሰርሕ ደኣ ሕሱብ'ምበር ግብረ-መልሲ ንምሃብ ኣይትምረጽ፡ ምኽንያቱ ኑቶም ንኻልኦት እትህቦም ግብረ-መልስታት ኑቲ ዝሃነጽካዮ እወንታዊ ኣተሓሳስባታትካ ዝጻረሩ ክኾኑ የብሎምን። ስለዚ ኣብ ንእትህቦም መልስታት እንተደኣ ክትግደስ ጀሚርካ ንኡብስኻ ትድርኽ ምህላውካ ተረዳእ። ናይ'ዚ ፍልልዩ ምስ'ቲ ቀዳማይ ከኣ ቀዳማይ ደረጃ ንስምዒትና ብእወንታ ምህናጽ ክኸውን ከሎ ናይ'ዚ ካልኣይ ድማ ምስ ካልኦት እንገብሮ ርክብ'ዩ። ንዘሰራሕካዮ ወይ ዘወሰድካዮ ስጉምቲ ንዘመጸካ ናይ ሰባት ግብረ-መልሲ ዘይኮነ ዘገድሰካ ካብቲ ዝተዋህበካ ግብረ-መልሲ ዘድልየካ ምሕራይ'ዩ።

ሳልሳይ፡ ናበይ ከምእተምርሕ ክትውስን ይግበኣካ። እንሓንሳእ ኑቲ ዝወጠንናዮ መደብ ይኹን ዕላማ ብግቡእ ተረዲእና ጉዕዞ ህይወትና ከነማእዝን ይኹብደና'ሞ ናበይ ኣንፈት ነምርሕ ምህላውና ጠፊእና ንህውትተሉ ግዜያት ኣሎ። ኣብ ውሽጢ'ዚ ኩሉ ፍጡር'ዛ ምድሪ እዛ ኑብስና ናበይ ተብል ኣላ ሕርብት ኢልና ብብዝተላዕለ ማዕበል ንገማጠል እንተሃሊና፡ ኑቲ ዝተበገስናሉ ዕላማ ብምንጻር ንራኢና እናማዕደና ኣንፈትና ነመዓራሪ።

ራብዓይ፡ ሓደ ልዕል ዝበለ ክንበጽሖ ዝግበኣና ንጹር ዕላማ ንሓዝ። ንኣጠማምታና (point of view) ብልዕል ዝበለ መኣዝን ከነስተኻኽል እንተኽኢልና ኣብ ሂወት ንዘጋጥሙና ነገራት ብንጹር ዝኾነ ትርጉም ክነስተብህለሎም የኽእለና። ከምቲ ጸሓፊ ናይ'ዚ ጽሑፍ ዳሪ ኣር ጊብሰን ዝበሎ፡ ምናልባት ከምታ ንመግባ እትብህሎም ጭሩ እንተዘይኮንካ ባይታ ባይታ እናጠመትካ ብዘዕባ ዝሙቱ ሓሳኹ ክትግደስ ኣይግበኣካን'ዩ። ንተውህቦታትካን ክእለትካን ብምፍታሽ እንተደኣ ትዓዪ ሃሊኻ፡ ኣብ መገዲ ኑብስኻ ምምዕባልንን ምድራኽን ንኽትህሉ ሓጋዚ'ዩ። ምልላይ ክእለትካን ተውህቦኻን ከኣ ንዓኻ'ምበር ንኻልእ ሰብ ዝምልከት ኣይኮነን። ምኽንያቱ ንኡብስኻ ልዕሌኻ ክፈልጣን ክርደኣን ዝኽእል ፍጡር ክህሉ ስለዘይኽእል።

ሓሙሻይ፡ ስጉምቲ ንምውሳድን ንክትቅየርን ድሉው ኩን። ኣበየናይ ደረጃ ኣለና ብዘየገድስ ሓደ ሓደ እዋን ኣብ'ቲ ዘለናዮ ክንቀውም ንደሊ ኢና። እዚ ኣተሓሳስባ ግዳ ፈጺሙ ምስ ኑብስና ምድራኽና ዝሰማማዕ ኣይኮነን። ስጉምቲ ክንወስድን ካብቲ ዝጸናሕናዮ ደረጃ ክንብርኽን ናይ ግድን ኣድላዪ ነገር'ዩ። ብቐንዱ ኣብ እትሕንዘብ ዓለም ኮይንና ኣብ ዘለናዮን ዝበርናዮን ደው ክንብል ዝምረጽ ኣይኮነን። ካብታ ናይ ትማሊ እትበሃል ዘላ መዓልትን ሎምን ዘዋህለልካዮ ፍልጠት ይኹን ተመኩሮ ንጽባሕ ዝበለጸት ንምግባራ ተጠቀመሉ። መዓልቲ ሓሊፉ ብካልእ መዓልቲ ክትትካእ እንከላ ኣብ ኑብስና'ውን ካብቲ ዝሓለፈ ናብ ዝሓሸ ንስጉም ምህላውና ነረጋግጽ።

ኣብ መወዳእታ እምበኣር ነዘን ደረጃታት እዚኣተን ቀጻሊ ብምልምማድ ንዘለዉና ዓበይቲ ሓሳባትን መረዳእታን ናብ ግብሪ ኣብ ምልዋጦም ካባና ዝድለ'ዩ። ካብ ውሽጥኻ ዘበገስካዮም ሓሳባት ኣብ ጥቕሚ ከም ዝውዕሉ ምግባር ከኣ ናብቲ መገዲ ዓወት ዘምርሓና ምኳኑ ዘጠራጥር የብሉን። ንኡብስና ብምድራኽ እምበኣር ኑብስናን ከባቢናን ምልዋጥ ሓደ ካብቲ ናይ ንእስነት ግዴታና ምኳኑ ኣይንዘንግዕ።

.ትርጉም ካብ Self motivation by Daryl R. Gibson

*ኤ.ኣ. ወdi ኢ.mo፡ ሜካ 74*

# ባህርያዊ ኣገባብ መከላኸሊ ጥንሲ

ኣስመረት ተስፋየሃንስ

ባህርያዊ ኣገባብ ምክልኻል ጥንሲ ማለት ስብ ሓዳርን ወለንታዊ መርመራ ደም ዝገበሩ መጻምድትን ብተፈጥሮኣዊ ባህሪ ወይ ብዘይ ዝኾነ ደገዊ ባእታ ንኣብነት ኮንዶም፡ ብመልክዕ ከኒና ወይ መርፍእ ዝዓለ ክዒ ስርዓተ መፍረ፡ IUD (Intra-uterine Device) ዝበሃል ኣብ ውሽጢ ማህጸን ዝኣቱ. . . ወዘተ ከይተጠቐሙ ጥንሲ ክከላኸልዎ ዘኽእሎም ሜላ እዩ፡፡

ባህርያዊ መከላኸሊ ጥንሲ ክበሃል ከሎ ጥንሲ ክትምድብን ክትከላኸልን ከለኻ ብትዕዝብቲ ኣብ ግዜ ፍርያምነትን ዘይፍርያምነትን ናይ ወርሓዊ ጽግያት ዝኽሰቱ ምልክታት ከተለልየም ብምኽኣል ትጥቀመሉ ሜላ እዩ፡፡ እዚ ኸኣ ብሸነኽ ናይ ክልቲኦም ተጻመድቲ ድሉውነት፡ ተበግሶን ትዕግስትን ምስ ዝህሉ እዩ፡፡

እዚ ምልክታት ግን ናይ ሓንቲ ግዜ ወርሓዊ ጽግያት ጥራይ ብምዕዛብ ኣይኮነን ክኸውን ዘለዎ፡ እንታይ ደኣ ኣኸታቲልካ ናይ 6 ወርሓዊ ዑደት ጽግያት ብዕቱብ ብምዕዛብን ምምዝጋብን እዩ ክጠበስ ዘለዎ፡፡ እተን ቀንዲ ምልክታት ክስትውዓለን ዘለወን እምበኣር ከኣታት ልፋጫዊ ርሕማዊ ፈሳስ፡ ድሕሪ ናይ ጽፍዮ ግዜ ዘጋጥም ምውሳኽ ሙቐት ሰብነት፡ ለውጢ ኣፍደገ ማህጸንን ካልእን ክንጠቅስ ንኽእል፡፡ ነቲ ለውጥታት ንኽትዕዘብ ስለ ዘኽእለካ ምምዝጋብ ኣገዳሲ እዩ፡፡

**ብኸመይ ትጥቀመሉ፧**

ገለካብ ዓይነታት ሜላታት መከላኸሊ ባህርያዊ ጥንሲ ብኸመይ ኣገባብ ንጥቀመሎም፧

**ስሩዕ ምክትታል ካላንደር፡**

እዚ ኣገባብ ኣኸታቲልና ናይ 6-12 ወርሓዊ ጽግያት መዝገብና፡ ብመሰረት'ቲ ዝመዝገብናዮ 'ተን ዝሓጸረን ዝነውሐን ዝበራ ወርሓዊ ጽግያት ንምዝዋገን፡፡ ካብኡ ቀጺልና ካብ'ቲ ዝሓጸረ ዝተመዝገበ ግዜ 18 ነጉድል እሞ ካብ'ዛ መዓልቲ እታ መጀመርታ መዓልቲ ናይ ፍርያምነት ትኸውን ኣላ፡ ካብቲ ዝነውሐ ኸኣ 11 ነጉድል እሞ ሽዑ እታ መዓልቲ ናይ

ኣመጻጽኣ ወርሓዊ ዑደት ጽግያት ብምጽናዕ ዝግበር ባህርያዊ ምክልኻል ጥንሲ

| ዑደት ጽግያት | ንውሓት ብመዓልታት | |
|---|---|---|
| 1ይቲ | 30 | |
| 2ይቲ | 28 | |
| 3ይቲ | 27 | |
| 4ይቲ | **25** | ዝሓጸረት ዑደት |
| 5ይቲ | **33** | ዝነውሐት ዑደት |
| 6ይቲ | 28 | |

- ዝሓጸረት ዑደት ጽግያት => 25-18= 7
- ዝነውሐት ዑደት ጽግያት => 33-11= 22

መዓልታት ፍርያምነት=> 7-22

ወርሓዊ ጽግያት ስሩዕ ምስ ዝኸውን፡ 28-18=10

28-11=17

መዓልታት ፍርያምነት=> 10-17

መወዳእታ ናይ ፍርያምነት መዓልቲ ትኸውን ኣላ ማለት እዩ፡፡ ስለ'ዚ ኣብዘን መዓልታት እየም ተጻመድቲ ጥንሲ ንኸየጋጥም ክሕረሙ ኣለዎም፡፡

**ልፋጫዊ ፈሳሲ ናይ ኣፍደገ ማህጸን፡**

እዚ ኣገባብ ክንጥቀመሉ እንተኾይንና፡ እታ ጓለንስተይቲ ናይ ግድን ለውጢን ዓይነትን ርሕማዊ ፈሳሳ ክትፈልጦን ክተስተውዕሎን ኣለዋ፡፡ ምኽንያቱ ኣብ ሓንቲ ናይ ወርሓዊ ጽግያት ዑደት እቲ ልፋጭ ብሕብሩ፡ ብዝሕን ብኣድ ክተሓዝ ከሎን ፍልልይ ስለ ዘርኢ፡ እታ ጓለንስተይቲ ብደቂቕ ክተስተውዕሎ ኣለዋ፡፡

**እቲ ለውጥታት ከምዚ ይመስል፡**

- ድሕሪ መድመይቲ ወርሓዊ ጽግያት ዘሎ መዓልታት፡ ኣብ መብዛሕትኡን ደቀንስትዮ ካብ ሓደ ክሳብ ውሕድ ዝበለ መዓልታት ዋላሓንቲ ልፋጫዊ ፈሳሲ ኣይርእያንን እዮ፡እቲ ከባቢ ርሕሚ ከኣ ደረቕ ይብል እሞ ናይ ደረቕ መዓልታት ይበሃሉ፡፡

- ድሕሪ'ዘን ደረቕ መዓልታት ዝበልናየን እታ ጓለንስተይቲ ጻዕዳ ወይ ብጫ ልፋጫዊ ፈሳሲ መጠግለጥግ ዝብል ክርኢያ ይጅምር፡፡ እዚ ዓይነት ፈሳሲ ኸኣ ጠሊ ስለ ዝኸደሎ፡ እቲ ርሕማዊ ከባቢ ቁሩብ ደረቕ ወይ መጠግለጥግ ይብል፡፡ እዚ ኩነት ከኣ መሰጋገሪ ናብ ናይ ጽፍዮ ግዚያት (ግዜ ፍርያምነት) የመልክተልና፡፡

- ካብ'ዚ ብምቕጻል እታ ጓለንስተይቲ ናብ ናይ ጽፍዮ ግዚያት (ovulation) ክትሰግር ከላ ወይ ልክዕ ቅድሚ ናይ ጽፍዮ ግዚያት እቲ ፈሳሲ ብዝሒኡ እንዳ ወሰኸ ይመጽእ፡ ከምኡ 'ውን ሕብሩ እንዳ ነጸረ ይመጽእ፡እዚ ልፋጭ ከኣ ልክዕ ከም ዘይበሰለ ጻዕዳ እንቋቑሖ ይመስል፡ ከምኡ 'ውን ቀስ ኣቢልና ብኽልተ ኣጻብዕትና ክንሕዞ ከለና ክምጠጥ ይኽእል፡፡ ኣብ መብዛሕትኣን ደቀንስትዮ ከኣ ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ኣብ ከባቢ ርሕሚ ጠሊ ይስምዐን፡፡ ስለ'ዚ እዚ ግዜ'ዚ ናይ ጠሊ ግዜ ተባሂሉ ይስመ፡፡

ስለ'ዚ ጥንሲ ንኸየጋጥም ኣብዘን ናይ ጠሊ ግዚያት ርክብ ክፍጸም የብሉን፡፡

- ድሕሪ ናይ ጽፍዮ ግዚያት፡ እቲ ልፋጭ ናብ ዝበሮ መጠግለጥግ ዝብልን ሓውሲ ደረቕን ይቕየር፡ ብዓቕን ትሕዝዮ 'ውን እንዳነደለ ይመጽኡ፡፡ እዚ ዓይነት ልፋጭ ከኣ ዝርኢ ወዲ ተባዕታይ ናብ ማህጸን ንኸይኣቱ ይኽልክሎ፡፡



## ሕግን ስነምግባርን

# ምብዛሕ መከላኸሊ ክስታት

## ፍትሒ ዘህጥርዶ ዘዕብር?

ሚኪኤል ጸጋይ

ኣብ ቤት ፍርዲ ከም መከላኸሊ ክሲ ዝቐርቡ ምኽንያታት ብቑጽሪ እናበዝሑን ብዓይነት እናተራቐቑን'ዮም ዝመጽኡ ዘለዉ። ምብዛሕ መከላኸሊ ምኽንያታት'ሞ ንፍትሒ ዝሕግዝ ድዩ ዝዕንቅፍ?

ሓቂ'ዩ ሰባት ካብ ተሓታትነት ዘናግፎም ወይ ንመቕጻዕቶም ዘቃልል መከላኸሊ ክሲ ከቕርቡ ካብ ጥንቲ ዝነበረ'ዩ። ብቕትለት ዝተኸሰሰ ሰብ "ነብሰይ ከድሕን ኢለ'የ ቀቲለ።" ብምባል ንዝቐረበሉ ክሲ ክከላኸል ይፍትን፣መረዳእታ ምስ ዘቕርብ ድማ ገበነኛ ኣይከዉንን። ብዘይካ'ዚ 'ካብ መንነ ክልተ ኣዋጠርቲ ምርጫታት፣ ኑቲ ዝነኣሰ ጉድኣት ዘኽትል ሕጊ ክጥሕስ ነይሩኒ (ብኑብሪ ኩብላዕ ወይ ኑቲ ኑብሪ ክቐትል ነይሩኒ።) ዝብል መከላኸሊ ክሲ'ዉን ጥንታዊ'ዩ። ብተወሳኺ፣"ዘኽስሰኒ ዘሎ ተግባር ተኣዚዘ ዝፈጸምክዎ'ዩ።" "ብኻልኦት ሰባት ተቐሲበ ዝፈጸምክዎ ገበን'ዩ" " ስርዓት ንምሕላው ኣድላዩን ተመጣጣንን ሓይሊ ክጥቀም ሕጊ የፍቅደለይ'ዩ።" "ሳዕቤን ተግባራተይ ከይርዳእ ዘሰናኽለኒ ናይ ኣእምሮ ሕማም ነይሩኒ'ዩ" ወይ 'ዕድመይ ንእሽቶ ስለዝኾነ ገበናዊ ሓላፍነት ክስከም ኣይግበኣንን" ዝብሉን ካልኦትን ኣብ መጋበኣያታት ፍርዲ እናቐረቡ ኣከራኺሮምን ሕጂ'ዉን ኣብ ሕግታት ናይ ብዙሓት ሃገራት እንተላይ ኣብ ሕግታት ሃገርና ሰፊሮም ዘለዉ'ዮም።

ኣብ ዝቐጸለ ዘበናት፣ሓደ ሰብ ገበን ይፍጽምዶ ኣይፍጽምን ንምፍታን መጻወድያ ምድላውን ኑቲ ዝተፈተኖ ገበን እንተፈጺሙ ድማ ምቕጻዕን ቅቡል ክኸዉን የብሉን ዝብል መጐተ'ዉን መጽአ። ብመጻወድያ ተፈቲነ entrapment ዝብል መከላኸሊ ክሲ ድማ ተኣታተወ። ንኣብነት ንሓደ ሓላፍ መንገዲ፣ ዝረኸቦ ናብ ዋንኡ ክመልሶ ይጽዕርዶ ወይስ በሊዕዎ ይድቅስ ንምፍታን ኣብ መንገዱ ገንዘብ ትድርቢ፣ንሱ ኑቲ ገንዘብ ኣልዒልዎ ኩብቅዕ፣ከየመልክተ ወይ ንዋና ሃሰስ ብዘይምባል ኣብ ጥቕሙ የውዕሎ። በዚ ተግባር'ዚ ኣብ ቤት ፍርዲ ምስ ዝኽሰስ፣"ኩነ ኢሎም ኣለዓዒሎምኒ ወይ ፈቲኖምኒ" ዝብል መከላኸሊ ክሲ ከቕርብ ይኽእል። ህይወት ንባዕላ ፈተነ'ከላ ንሰባት ንገበን ምልዕዓል ወይ ምፍታን ንዘይኣመለኛ'ዉን ከጋጊ ስለዝኽእል ድማ ከም መከላኸሊ ክሲ ቅቡል ኩይኑ ኣብ ሕግታት ብዙሓት ሃገራት ሰፊሩ ይሰርሓሉ ኣሎ።




ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ፣ ከም መከላኸሊ ክሲ ዝቐርቡ ምኽንያታት ምስ ሓደስቲ ማሕበራዊ ለውጥታትን ስነ-ልቦናዊ ምርቓቕን እናሰሱ ክመጽኡ ተራእዩ። ድሒሮም ካብ ዝተወሰኹ ንምጥቃስ፣ፍርሒ ኣብ ዝፈጠሮ ዘየሎ ስግኣት ተመርኲስካ ወይ ብከቢድ ስንባደ ሰብ ምቕታል ንመቕጻዕቲ ዘቃልል ኩይኑ ክሰርሓሉ ጀመረ። ኣብ ዘይንቑሕ ኣእምሮ ንኣብነት ከይተፈለጥካ ለይቲ ካብ ድቃስ ተንሲእካ ዝፍጸም ገበንን ብሰንኪ ከም ሕማም ምንፍርፋር ዝኣመሰሉ ዘውድቑ ሕማማትን ምንጽርራዉን ኣብ ልዕሊ ካልኦት ሰባት ጉድኣት ምስዓብን'ዉን "ኣውቶማቲዝም" (ሓሊንካ ዘይተፈጸመ) ብዝብል ኣምር ከም መከላኸሊ ክሲ ክቐርቡ ተፈቒዱ። ንኣብነት ሰብ መኪና እናዘወረ ሃንደበት ዘውድቕ ሕማም ይሕዞ'ሞ መኪና ቁጽጽር ኣጥፊኣ ሓደጋ ትፍጽም። ፈጻሚ ሓደጋ ኑቲ ሕማም ኣቐዲሙ ዘይፈልጦ እንተነይሩ ወይ ሓውዩ ነይሩ ዝደገሶ እንተነይሩ፣ጋር ኑብሲ ዝሽፍልኳ እንተኾነ ብገበን ግን ኣይቕጻዕን።

ኣብዚ ቀረባ ዓመታት ድማ ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ዝፍጠሩ ጸቐጥቲ ባህርያት (Syndromes) ዝሓደሮም ሰባት ገበን ምስ ፈጸሙ፣ ኑቲ ገበን ንምፍጻም ጠንቂ ዝኾኑና እቲ ጸቓጢ ባህርያት'ዩ ብምባል መከላኸሊ ክሲ ዘቕርብሉ ሕጋዊ

ኣሰራርሓ ሰዓቡ። ገለ ካብዞም ጸቐጥቲ ባህርያት ንምጥቃስ፡ናይ ድሕሪ ነዊሕን ጽንኩርን ኩናት ጸቓጢ ባህሪ፡ኣብ ደቀንስትዮ ብናይ ቅድመ-ጽግያት ቃንዛ ዝፍጠር ጸቓጢ ባህርን ብመጻምድታ ብተደጋጋሚ ናይ እትህረም ሰበይቲ ጸቓጢ ባህርን'የም።

ኣመሪካ ኣብ ውግእ ቬትናም ድሕሪ ምስዓራ ብዙሓት ካብቶም ካብ ውግእ ቬትናም ዝተመልሱ ወተሃደራት ምስቲ ኣብ ዓዱ ዝጸንሐ ህዝቢ ክሰማምዑን ክወሃሃዱን ኣይከኣሉን። ሓዳር መስሪቶም ስድራቤት ክፍርዩ ዘይከኣሉ'ውን ነይሮሞም። ብባእስን ጉነጽን ኣብ ልዕሊ ህይወትን ንብረትን ጉድኣት የውርዱ ከኣ ነበሩ። ኣብቲ ፈለማ፡ ከም ዝኸፉነ ገበን ዝጠሓሰ ሰብ ይኽሰሱን ይቕጽዑን ነበሩ። ድሓር ግን ናይ ስነ-ልቦና ወይ ሕክምናዊ ሳይንስ ክኢላታት ብዝገበርዎ መጽናዕቲ፡"እቲ ንዓመታት ዝተኻየደ ኩናትን ኣብኡ ዝተራእየ ኣሰቃቒ ኣጋጣሚታትን፡ኣብ ኣእምሮኦም ዝገድፎ ጸቓጢ ባህሪ ኑቲ ሓድሽ ህይወት ከይርዕሙን ክንነጹን ክድርኾም ይኽእል'ዩ።" ዝብል ሓደስቲ ሓሳባት ከበግሱን ተቐባልነት ክረኽቡን ተራእዩ። ብድሕር'ዚ ከኣ'ዩ ጸቓጢ ባህሪ ሓርበኛታት ቬትናም (Vietnam Vet Syndrome) ዝብል መከላኸሊ ክሲ ኣብ ሕግታት ክሰፍር ዝኸኣለ። ገበን ዝፈጸመ ወተሃደር ነበር ናብ ሕክምና ብምቕራብ ዝፈጸሞ ገበን በዚ ዝተጠቕሰ ጸገም ከም እተደረኸ ኣብ ዝረጋገጸሉ እዋን እቲ ክሱስ ካብ ገበን ነጻ ይኸውን ወይ ዝተቓለለ መቕጻዕቲ ይወሃቦ።

ብናይ ቅድመ ጽግያት ቁጥዐ ዝፍጠር ጸቓጢ ባህሪ (premenstrual syndrome) ከም መከላኸሊ ክሲ ዝቐረበ ኣብ ጉዳይ ሺርለይ ሳንቶስ'ዩ። ንሳ 'ጓለይ ሓሚማትኒ' ኢላኳ ፖሊስ እንተጸወዐት፡ነታ ቆልዓ ዝሃረመታ ግን ባዕላ'ያ ነይራ። እታ ቆልዓ ኣብ እግራ መስበርቲ ኣብ ጐና ድማ ከቢድ ቃንዛ ነይርዋ። ሳዕቤን ከቢድ ማህረምቲ ኣብ ሽንታ ደም ተረኺቡ'ዩ። ፖሊስ ንሺርለይ ምስ ቀየድዋ " እወ ንጓለይ ባዕለይ'የ ሃሪመያ እንተኾነ ጓለይ ክጐድእ ኢለ ኣይፈጸምኩዎን፡ጽግያተይ ኣብ ዝጅመረሉ እዋን ከቢድ ቁጠዐ (ሕርቃን) ይስመዓኒ፡ዝፍጽሞ ጉድኣት ድማ ኣይፍለጠንን" ብምባል መልሲ ሂባ። ድሕሪ ብዙሕ ክርክር፡ ሺርለይ በደል ከም ዝፈጸመትኳ እንተተወሰነ ዝተዋህባ መቕጻዕቲ ግን ኣይነበረን። ብድሕርዚ ድማ ናይ ቅድመ-ጽግያት ዘይርጉእነት ኣብ ደቀንስትዮ ከም መከላኸሊ ክሲ ኩይኑ ክቐርብ ከኣለ። ይኹን'ምበር እታ ጓልኣንስተይቲ ብናይ ቅድመ ጽግያት ስምዒታት ካብ ገበን ናጻ ክትወጽእ እንተኾይና፡ብናይ ቅድመ ጽግያት ሕማም ትሳቐን ናብ ቁጠዐ ዝደፋፍኣን ምኳኑ ካብ ሕሉፍ ታሪኻ መረጋገጺ ክተቕርብ ይግባእ።

ብዙሓት ሓካይም፡ናይ ቅድመ ጽግያት ጸቓጢ ባህሪ፡ኣብ ብዙሓት ደቀንስትዮ ርኡይ ጸቕጥን ናይ ጠባይ ለውጥን ኣኸቲሉ ብዓቕሊ ጽበት ጌጋ ንምፍጻም ዝደፋፍእ (ጸርፊ፡ማህረምቲ...ወዘተ) ስለዝኾነ ከም ምስምስ ክወሰድ ከም ዘይግባእ ጸቒጦም ይማጐቱ። ኣብ መብዛሕትኦን ደቀንስትዮ እቲ ናይ ቅድመ-ጽግያት ጸቕጢ 4 መዓልቲ ቅድሚ ምጅማር ጽግያት ከም ዝርአ'ውን የረጋግጹ። ኣብ ብዙሓት ሃገራት ድማ ኣብ ገለ ጉዳያት ካብ ገበን ነጻ ዘውጽእ ኣብ ገለ ድማ መቕጻዕቲ ዘቃልል ኩይኑ ይሰርሓሉ ኣሎ።

ብሰብኣያ ብተደጋጋሚ ናይ እትህረም ሰበይቲ ጸቓጢ ባህሪ፡ Battered wife Syndrome ኣብ ዉሽጢ ዘቤታዊ ጐነጻት ዝልዓል መከላኸሊ ክሲ ኩይኑ መብዛሕትኡ እዋን ደቀንስትዮ ኣብ ልዕሊ ግፍዐኛታት ሰብኡተን ወይ ኣፍቀርተን ንዝፍጽምኦ ቅትለት ወይ ከቢድ ኣካላዊ ጉድኣት ከም መከላኸሊ ዝለዓል'ዩ። ሰብኣያ ቀጻሊ ከቢድ ማህረምቲ ዘውርደላ፡ክቕትላ ምኳኑ ዘፈራርሓ ጓል ኣንስተይቲ፡ ሓደ መዓልቲ ብዝኾነ ሜላ ንሰብኣያ ምስ እትቕትል፡ሽሕኳ ተግባራታ ንመምዘኒ ሕጋዊ ኑብሰ-ምክልኻል ዘየማልእ እንተኾነ፡ብዘወረዳ ግፍዒ ዝሓደራ ዘይንቡር ኩነታት ከም መከላኸሊ ክሲ ኩተቕርቦ ተራእየት። ኣብ ኣዝዩ ዉሑድ ጉዳያት'ኳ ተቐባልነት እንተረኸበ፡ኣብ ብዙሓት ሃገራት ተቐባልነት ኣይረኸበን ወይ ኣከራኻሪ'ዩ። ምኽንያቱ ድማ ካብቲ ምረትን ግፍዕን ናይ በዓል ቤታ ወይ ዓርካ ብሕጋዊ መንገዲ ምፍልላይ ይከኣል ነይሩ'ዩ።

ዉሩይ ፕሮፌሰርን ጠበቓን ኣላን ደርሾዊትዝ ኣብ ዝደረሶ መጽሓፍ፡ትቶም ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናወሰኹ ዝኸዱ ዘለዉ ምኽንያታት መከላኸሊ ክሲ 'ንፍትሒ ዝሕንክሩ ይቕረታታት፡ ዘሕዝኑ ጽውጽዋያት' ብምባል ገሊጽዎም። ካልኦት ጸሓፍትን ክኢላታት ሕግን ንደርሾዊትዝ "ዘየሻቕል ነገር ዘሻቕሎ ሰኩፍ" ብምባል ይምልስሉ። ብመሰረት'ዞም ዳሕረዎት ሃየስቲ፡ብጸቓጢ ባህሪ ወይ ብፍርሒ ወይ ከም ሳዕቤን ኣካላዊ ሕማም ንዝተፈጸመ ገበን ዝቐርቡ መከላኸሊ ክሲ ብዉሑዳት ተኸሰስቲ'የም ዝልዓሉ፡ ካብቶም ዝተማጐቱ ተኸሰስቲ ድማ ዉሑዳት'ዮም ዝዕወቱ። ስለዚ ድማ ኣድማስ መከላኸሊ ክስታት እንተሰፍሐ፡ንገለ ቅቡላት ምኽንያታት ብምስማዕ ንተኸሰስቲ ፍትሒ ንምሃብ ዘበርክቱ'ምበር ናይ ገበነኛታት መምለጢ ነቓዕ ኣይኮኑን'የም። ምኽንያቱ ድማ ብሚሒ ዝሓልፉን ብጸቢብ ዝትርጐሙን ብምኳኖም'ዩ።

ባህልን ስነጥበባትን

# ስነጥበብን ማንዛነት እዋኑን

ኢ.ንጅ. ኣኸደር ኣሕመዲን

ስነጥበብ ብሓፈሻ፡ መግለጺ ሓሳብ ወዲ ሰብ ኮይኑ፡ ምስ ንቕሓት ሰባት ዝተኣሳሰር ታሪኽ ዘለዎን ፍሉይ ክእለትን ተውህቦን ብዘለዎም ስነጥበበኛታት ዝፈሪ፡ ዝተፈላለዩ ኢጋጥሚታትን መልክዓትን ናብራ ከርኢ ዝኽእል መግለጺ ሓሳባት እዩ። ስነጥበብ፡ ሰባት ብዝዕባ ሂወቶም፡ ዝነብሩሉ ማሕበራዊ ከባቢ፡ ዘስምዖም፡ ዝሓስብዎ፡ ዝርኣዮም፡ ዘማጉትዎ፡ ዝቖቕፍዎ፡ ዝምነይዎ. . . ወዘተ ዝገልጹሉ መሳርሒ ምዃኑ'ውን ይግለጽ።

ጽሩይ ስነጥበብ፡ መንፈስን ኣተሓሳስባን ሰባት ናይ ምቕሲቃስ ብዘለዎ ዓቕሚ፡ ኣብ ኣእምሮ ሰባት ክፈጥሮ ብዝኽእል ድርኺት፡ ሕብረተሰብ ክመርሕን መርሓ ሓድሽ መድረኽ ክኸውንን ይኽእል። ስነጥበብ ብኸምዚ መንጽር እንክጥመት፡ 'ማንዛኑት' (contemporanity) ዝብል ኣምር እዩ ዘለዓል። ማንዛኑት ኣብ ስነጥበብ፡ እቲ ስራሕ ይኹን ስራሒኡ ማዕረ ክንደይ እዩ ንእዋኑ ብዕምቈት ዝተረድኦን ዘንጸባርቖን ንምርኣይ ዝዘውተር መጠመቲ እዩ። ብመሰረቱ ሓደ ስነጥበባዊ ስራሕ ካብቲ ናይ እዋኑ ማሕበረ-ቊጠባዊን ፖለቲካውን ኩነታት፡ ኣተሓሳስባ፡ ባህላዊ ደረጃ፡ ናብራ፡ ትምህርቲን ካልእን ነጺልካ ክርአ ምስ ዝፍተን እኹል ስእሊ ክህብ ኣይክእልን።

በዚ መሰረት ንእዋናዊ ኣተሓሳስባ፡ መረዳእታ፡ ድሌት. . . ናይ ሕብረተሰቡ ዝጸረ ስነጥበብ፡ ተቐባልነቱ ኣብ ዝተላዕለ ዛዕባ - ናይ ጕዳእ-ርእሶም ኣመለኻኽታን ፍርድን ንኽህልዎም፡ ኣጠማምታኦም ክሰፍሕ፡ ጕዳያት ብዕምቈት ክድህስስዎ፡ ክሓስቡሉ፡ ክመራመሩሉን ክማጐቱሉን ባብ የርሕዩ። ብዘይካ'ዚ ውልቀ ኣባላት ሓደ ሕብረተሰብ፡ ኣብቲ ዝለዓል ዛዕባ ኑቡሶም እናኣተዉ፡ ተራኦምን ሓላፍነቶምን ምእንቲ ክዘክሩ ሞራላዊ ድርኺት ኣብ ምፍጣር ግደኡ መሰረታዊ እዩ።

ኣብዚ መዳይ፡ ቡቲ ስነጥበበኛ ዝለዓል መማጐቲ ነጥብታት ምንጪ ሓደስቲ ሓሳባትን ንመጻኢ ሓደ ዝተወሰነ ቅርጺ ኣተሓሳስባ፡ ኣረኣእያ ካብኡ ሓሊፉ'ውን ኣነባብራ ክፈጥር ይኽእል።

ሓደ ስነጥበባዊ ስራሕ ብስፊሑ ቅቡልን ነባርን ክኸውን ዝኽእል፡ ንናይ እዋኑ ዛዕባ/ሕቶ፡ ትዕዝብቲን ካልእን ሕብረተሰቡ ክረክቦን ክምልሶን ምስ ዝኽእል እዩ። ሰባት፡ ንውሽጣዊ ድሌታቶም ዘተንፍሰን ዘዕርፍን ስነጥበብ ወትሩ ምስ ደለዩ እዮም። ሕብረተሰብ፡ ኣብ ዝተወሰነ መቓን እዋን፡ ማዕረ'ቲ ካልእ ትካላቱ ዝመርሖ፡ ዘርእዮ፡ ዘማእዝኖ፡ ንዚጋረዶ ድነታት ዝጋልህ ዕቱብ ስነጥበባዊ ስርሓት ይጸቡ። ነዚ ምጕት'ዚ ብዕምቈት ንምግንዛብ ንድሕሪት ምልስ ብምባል ግደ ስነጥበብ ኣብ ታሪኽ ኤርትራ ኣዛሚድካ ምርኣይ ሓጋዚ እዩ።

ኣብ ታሪኽ ኤርትራ፡ ካብ 1941 ክሳብ 1991 ዝነበረ ሓምሳ ዓመታት፡ ኣዝዩ ቅልጡፍን ገዚፍን ለውጢ ዝተራእየሉ እዋን እዩ ነይሩ።

ኤርትራ፡ ነቲ ናይ ፈለማ ዓሰርተ ዓመታት ኣብ ትሕቲ ምምሕዳር እንግሊዝ-ዓሕረዋይ ዓሰርተ ዓመታት ኣብ ኣዝዩ ንኡስ ርእሰ-ምምሕዳር ዘፍቀደ ፌደራላዊ ዝምድና ምስ ኢትዮጵያ፡ ነቲ ዝተረፈ ሰላሳ ዓመታት ድማ ኣብ ትሕቲ ፍጹም መግዛእቲ ኢትዮጵያ እያ ኣሕሊፋቶ። እዚ ሓምሳ ዓመታት ብዘይካ'ዚ፡ ቡቲ እናዓበየ ዝኸደ ኤርትራዊ ሃገራውነት ዝተደፍኣ መውዳእታኡ'ውን ናብ ናጽነት ዘምርሐ ፖለቲካዊን ዕጥቃዊን ቃልሲ ዝተኻየደሉ እዋን'ውን እዩ ነይሩ። ኣብ ርእሱ፡ ኣብ ኤርትራ ብዝተፈላለየ መልክዓት ዝንጸባረቕ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊን ባህላውን ለውጢ'ውን ተፈጢሩ እዩ። ሕብረተሰብ ክብርታቱ ዓቂቡ ዝሓሸ ናብራ ንኽጥምት



ከም'ኡ'ውን ኣብቲ ዓቢይ ፖለቲካዊ ለውጢ ዝሕቈፍእቲ ዝነበረ ያታዊ ኣተሓሳስባን ኣገባብ ናብራን ዝሰረቱ ኣሳሪ ባህልን ልምድን ንኽቕየር ስነጥበብ ብሓፈሻ ናይ ገዛእ ርእሱ ጽልዋ ገይሩ እዩ።

ስነጥበብ ኣብ ሃገርና ንናይ እዋኑ ፖለቲካውን ማሕበራውን ሕቶታት ሕብረተሰብ ብዘተፈላለየ ዓይነታት ኣንጸባሪቑዎ እዩ። ኑቲ ገዚፍ ፖለቲካዊ ለውጢ ምኽንያት ዝኾነ ኤርትራዊ ሃገራውነት፡ ብናይቲ እዋን ፍርያት ስነጥበብ'ውን ብዓሚቝ ከም ዝተጸልወን፡ ስነጥበብ ኣብ ኤርትራ፡ ኣብ ምርግጋጽ ለውጢ፡ ወሳኒ ረቛሒ ምንባሩን ከፍለጥ ይግባእ።

ሓደ ሕብረተሰብ ብስነጥበቡ፡ ኣቢሉ ክሰቓቕሕ፡ ምእንቲ ኣድማስ ጠመተኡ ክሰፍሕ፡ ካብ ሕሉፉ ክመሃር፡ ኑብሱ ክእርምን ንቕድሚት ክርኢን፡ እኹብ ኣተሓሳስባ ክማዕብልን. . . ወዘተ፡ እቲ ስነጥበባዊ ስራሕ ሓይሊ ኣብ ዝህቦ ኣቕፈታዊ ትዕዝብቲ ዝተመስረተ ክኸውን ከም ዝግባእ ሊቃውንቲ ናይቲ ዓውዲ ይምጉቱ።

እታ ቀዳመይቲ ልብወለድ ሃገርና ከም ዝኾነት ዝእመነላ ብኣባ ጉብረየሱስ ሃይሉ እተደርሰት፡ "ሓደ ዛንታ" ዝኣርእስታ መጽሓፍ ንኣብነት፡ህዝቢ-ሓበሻ ሃገሩ ከይከላኸል፡ ሃገሩ ነጻ ከየውጽእ ምስ ጣልያን ብምኽኣን ናብ ሊብያ ተጓዒዙ ንዘጓየደ ኲናት ዘቕፍ ትሕዝቶ ይርከቦ፡ ዛንታ'ዛ መጽሓፍ ብቐንዱ ብዛዕባ ትካቦ ሃብተሚካኤል ዝተባህለ መንእሰይ እዩ። ትካቦ ካብ ሽዱሽተ ዝሞቱ ኣሕዋቱ በይኑ ዝተረፈን ብመብጽዓ ዝዓበየን ምኽኑ ብምልሰት ይዝንቶ። ኣብቲ መጽሓፍ፤

*...ብቑልዓኡ እንከሎ ካብ ሓበሻ ምውላዱ ኪይተርፎ፡ እንካብ ከሉ ፍጹም ደስ ዝብሎ ዝነበረ ሃረርታኡን ዝንባለኡንውን ዝስሕብ ዝነበረ ኣጸዋር ኮነ ኲናት ሃሙን ቀልቡን ምስ ጠበንጃ ኪደ፡ኣቦኡ ከኣ ንፉዕዚ ወደይ፡ ምስ ዓበኻ እዛ ጉራደ ዚኣ፡ እዛ ወጨፎ'ዚኣ ናትካ'ያ ይብልዎ...።*

ዝበል ደራሲ ዘሰፈሮ ሓሳባት፡ ስዒቡ ንዝምዕበል ባህሪ ትካቦ መንጸፍ ፈጢሩሉ እዩ። ጠበንጃ ናይ ምሓዝ ሃረርታኡ ኣቦኡ ከም ዘሕደረሉ ኣዘንታዊ ይነግረና። በዚ ከኣ ኣብቲ ሕብረተሰብ ዝነበረ ናይቲ እዋን ኣመለኻኽታ ብቐሊሉ ክንርድኦ ንኽእል።

ደራሲ፡ ገለ ደቂ-ሓበሻ መሬቶም ከይከላኸሉ፡ መግዛእቲ ኢጣልያ ንኸሰፋሕፍሕ ብዘይ ፍልጠትን ዓሚቝ ምስትውዓልን ዝገበርዎ ህወተታ ፋይዳ ከም ዘይብሉ ዝገልጽ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ብጉዕዞ ናይቲ ቀንዲ ጠባይ ትካቦ ኣቢሉ ኑቲ ዝወረደ ህልቂትን ጣዕሳን ከም'ኡ'ውን ጅግንነት ደቂ ሊብያን ከገንዝበ ፈቲኑ እዩ። ኣብቲ ናይ ክልተ ዓመት ጉዕዞ ዕስክርና፡ ንጭካነን ኑብሱ-ፍትወትን ኢጣልያውያን ከም'ኡ'ውን ሕመቕ ደቂሓበሻ ኣምሪሩ ይገልጽ። ኣዚ ኣጠማምታኡ'ዚ ደራሲ ብተንካፊ ኣበሃህላ ከቕርቦ እንከሎ፡ እቲ ጉዳይ ማዕረ ክንደይ ኣተሓሳሰቡዎ ከረድእ ኣብ ርእሲ ምኽኣሉ፡ ካብ ኣተሓሳስባን ክውንነትን ናይቲ ሕብረተሰብ ኣቒሉ፡ ብሓደ ንሃገርን ሃገራውነትን ዘመልክት ፍሉይ ከርናዕ ምንጽብራቝ ኑቲ ጽሑፍ ናይ ኣስተንትኖ ሓይሊ ክፈጥረሉ ክኢሉ እዩ።

ብተመሳሳሊ፡ ኣብ ስነጽሑፍ ትግርኛ ዓቢይ ጽልዋ ብዘፈጠሩ መምህር ሙሳ ኣሮን ካብ ዝተደርሱ፡ "ወርቅሃ" (1965)፡ "እምባፍራሽ" (1967) ከም'ኡ'ውን ተመሳሳሊ ዛዕባታት ዘልዕላ ካልኦት መጻሕፍትን'ውን፡ ኣብ ማሕበራዊ መዳይ ኩናይ እዋንን ዓቢይ ኣቕፈታዊ ትዕዝብቲ ኣንቢረን እየን። እታ ብዛዕባ ሓንቲ ወርቅሃ ዝስማ ኣመንዝራ እትትርኽ መጽሓፍ፡ ኣብቲ እታ መጽሓፍ ዝተደርሰትሉ እዋን ኣብቲ ሕብረተሰብ ኂኑ ዝነበረ ክፉእ፡ናይ ተራ ውልቀሰባት ጥራይ ዘይኮነስ ኣብ ክሊ'ቶም ዓበይትን ሃብታማትን ከም'ኡ'ውን ኣብ'ቶም ሰበስልጣን መንግስቲ ዝነበረ ብዕልግና ቀሊዓ ኑቲ ሕብረተሰብ ዘተሓሳሰበት መጽሓፍ ምኻና ይግምገም። ብውሑዱ ኑቶም ሓላፍነት ህዝቢ ጾይሮም ኣብ እንዳ ወርቅሃታት ዝምንዝሩን ዝዓብዱን ዝነበሩ "ዓበይቲ" ከም ዝሰከፉ'ውን ገይራ እያ። ደራሲ በዚ ሃይሉ፡ ምስቲ ናይቲ እዋን ዝኸሩ ብምትሕሓዝ ብዛዕባ'ዛ መጽሓፍ ኣመልኪቱ ካብ ዘቕረቦ ጦብላሕታዊ ጽሑፍ፡ መልክዕ ናይቲ እዋንን ሕብረተሰቡን፡ ከም'ኡ'ውን ውሽጣዊ ብኽያቱን ጻውዒቱን ክንርድኦ ንኽእል።

*"እዛ መጽሓፍ ብ1965 ኣብ ኣስመራ ክትንበብ እንከላ፡ ብሓደ ሰብ ደኣ ተጻሒፋ ይብሃል እምበር መልእኽታ ኣገዳሲ ዛንታ ዓዲ ስለ ዝነበረ ብብዙሓት ዝተደርሰት ኮይኑ ተሰሚዑኒ። (...) እዛ ዛንታ ኣብ ውሽጢ ልቢ ከሉ ኢያ ነይራ። ልቢ ሰብ እናሰንደሐት መውጽኢ'ኳ ተናዲ እንተነበረት ዝረኸበቶ ኣፍደገ መብዝሕትኡ ቅንጥብጣብን ዘይተወሃሃደን ሓበሬታታት ቆሊቡ ንዘረባ ዝተሃንደደ ወይ ንብኺያት ዝተቐረበ ኣፍ ጥራይ እዩ ነይሩ። ደፍር ኢሉ ኣብ ጽሑፍ ወይ ኣብ መድረኽ ዘተ ከብጽሓ ዝኽእል ሰብ ኣብ ቀረባ ኣይነበረን። እቲ መግዛእታዊ ረግጺ'ውን ህዝቢ ብዛዕባ ውራዩ ንኽዝቲ ዝፈቅድ ኣይነበረ። (...) ትሕዝቶኣ ኮነ መልእኽታ ንዓበይትን ለባማትን ሃገርን ብዝዕባ'ቲ ወራዱ ዝነበረ መቕዘፍቲ ምንዛርና እናዘኻኸረ ንኸሉብም ዝዓለመ ምንባሩ ክንርዳእ ንኽእል። መሳ ኣሮን፡ ኑቲ ዝነበረ ተጉበረ ተባህለ ናብ ፈጠራዊ ዛንታ ብምቕያሩ ንኣንባቢ ካብ ዕግርግር ዝመልኦ ዘይጫብጥ ሓበሬታታት ናብ ትርጉም ዘለዎ ህዱእ ፍልጠት ከደህብ ሓጊዝዎ።"*

ኣብዚ እዋናት'ዚ (ድሕሪ ምፍራስ ፌደረሽን) ኑቲ ኣብ ሕብረተሰብ ብዘተፈላለየ መልክዓት ኂኑ ዝነበረ ውድቀት ሞራል ንኽእርማ ዝቖላ ሓያለ መጻሕፍቲ፣ንኣብነት ምሽት-ምሽት መርዓ ብኣብርሃ ጉብረሕይወት (1960)፡ መን'ዩ በደለኛ ብኣርኣያ በላይ (1963)፡ ዝተፈላለዩ መጻሕፍቲ መምህር ኣስረስ ተሰማን ካልኦትን'ውን ተሓቲመን እየን። ጽባቐ ስነጽሑፋዊ ኣቀራርባአን፡ ትሕቲ ዝበለ ይኹን እምበር፡ ዘልዓላኦ ዛዕባ፡ ሕብረተሰብ ገጹ ንኽርኢ፡ ንኽስተንትን፡ ናብ መሰረታቱ ክምለስ ኣዘኻኺረን እየን። እዚ ኣስተዋጽኦ'ዚ ተደማሚሩ፡ ኣብ መዋቕራት ሕብረተሰብ ሃንፍ ንኺይፍጠር፡ ኣብ ቅድመኡ ናብ ዝነበረ

ጉዳዩ ንኸድህብ ሓጊዙ እዩ። ብዙወሳኺ. በዮ፣

*"እቲ ግዜ ብሓቂ ግዜ ሕሱም መግዛእቲ ምንባሩ ታሪኽ ይምስክር። ገሊኡ ኣብ ከተማ ኣስመራ ዓሪዱ ኑቲ ዝካየድ ዝነበረ ሰውራ ንኸየስተብህል ዓይኑን እዝኑን ሰዊሩ ኣብ እንዳ ወርቅሂታት ዝሕክለሉ ግዜ እዩ ኒይሩ። ገሊኡ ምድሪ ርሒቕዎ ኣብ ሃዋሁ ናብራ ሃተምተም ከገላበጥ እንክሎ፡ ገሊኡ ድማ ዘንጊዑ እዩ ኒይሩ። ግዚኢ ድማ ንትካላት ወርቅሂታት እናራብሐ ህዝቢ ኣብኡ ከጽመደሉ ዘተባብዓሉ እዋን ከም ዝነበረ፡ ዝነበሩ ይመስክሩ።"* ክብል ኣሰፊሩ'ሎ።

ኣብዚ መድረኽ'ዚ ዝፈረየ ስነጽሑፋት ድማ ምስዚ ዝተጠቕሰ ክውንነት እዩ ተጋጢሙ። ናይ ሓቂ ኣበርክቶ ጸሓፊ ድማ ነዚ ውድቀታትን ዘንጸላሉ ዝነበረ ሓደጋታትን ኑቲ ሕብረተሰብ ደሚቑ ከም ዝረኣዮ ምግባር እዩ።

ኣድላይነት ምሕያል ሃገራዊ ስነጥበብ፣ ማሕበረ ባህላዊ ጥምረት ናይቲ ሕብረተሰብ ኣብ ምፍጣር ኣገዳሲ እዩ። በዚ መሰረት እቲ ኣብ 1940ታት ዝፈረየ ስነጽሑፋት፡ ብፍላይ ስነጽሑፍ ትግርኛ ኣብ ዝተፈላለየ ኣርእስታት፡ፖለቲካ፣ ስነምግባር፣ ፍልስፍናን ኣድሂቡ ይጽሓፍ ስለ ዝነበረ፡ ብትሕዝቶ ዕምቈት ዘለዎ እዩ። እዋናዊ መልእኽቲ ኣብ ምትሕልላፍን መድረኽ ክትዕን ምብህሃልን ኣብ ርእሲ ምፍጣሩ፣ ባህሊ ንምፍላጥ፡ ክብሪታት ሕብረተሰብ ንኽደምቁን ንኽዕቀቡን'ውን ድርኺት ፈጢሩ እዩ።

ብሓፈሻኡ ክርአ እንከሎ፡ ብፍላይ እቲ ኣብ ናይ ኤርትራ ሰሙናዊ ጋዜጣ ዝቐርብ ዝነበረ ጽሑፋት፡ ኑቲ ትሑት ዝነበረ ናይ ኣተሓሳስባ፣ ኣፍልጦ፡ ንቕሓትን ደረጃ ትምህርቲን እናገጠመ፡ ኣንባቢ ኩሉ ዓይነት ንቕሓት ንኽህሉዎ፡ኣብ ልዕሊ መግዛእቲ ዝነበሮ ኣመለኻኽታ ንክቕየር፣ ብዛዕባ ሰብኣዊ ክብረት፡ ናጽነትን ሓርነትን ንኽፈልጥ፡ ከገናዝቦን ክሓትትን፡ ብዓቢኡ ሃገርን ልኡላዊ ግዝኣትን ክርዳእን ክብሪ ክህቦን፡ ብዕምቈት፡ ብዝተፈላለየ ቅዲ ጽሕፈት፡ ብምሳሌኣዊ፡ ቦማ፡ ምጸትን ካልእ ጥበባትን ነንመድረኹን እዋኑን ኣንጸባሪቑዎ እዩ።

"ሃገር" ብዝብል ኣርእስቲ ብ 31 ጥሪ 1944 ዝተሓትመት ዓንቀጽ ኣቶ ወልደኣብ ንኣብነት፡ ብትሕዝቶኣን ስነጽሑፋዊ ብቕዓታን ተጠቃሲት እያ። ሕብረተሰብ ንምዕርኣሱ ምስቲ ዓበይ ፖለቲካዊ ኣምር ዝኾነ 'ሃገር' ንኽተኣሳስር እትድርኽ ድማ እያ።

እታ ብ 8/8/1946፡ "ስርዓት፡ ፍትሒ፣ ውርዝውት፡ ሓርነት ኬውጽኣና ይኽእላ" ብዝብል ኣርእስቲ ኣቶ ወልደኣብ ዝሓተሙዋ ዓንቀጾም'ውን፡ ብስነጽሑፋዊ ጽባቐ ክትርአ እንከላ፡ ስጡምነት ሓሳባት፡ ውህደትን ናይ ገዛእ ርእሳ ፍሉይ ቅድን ዘለዋን እያ። እቶም ኣብታ ጽሕፍቲ ኣብ ዓሰርተ ዓንድታት ዝቐረቡ ሓሳባት ተደማሚሮም ኣብ ዙርያ'ቲ ዝተላዕለ ኣርእስቲ ዓሚቝ ቀምነገር ይህቡ። ሓደ ስነጽሑፋዊ ዕዮ ህልውናን ተቐባልነትን ክህሉዎ ካብ ወድዓዊ ሓቅታት ናይቲ ዝውክሎ ሕብረተሰብ ክነቅልን ንዕኡ ዘንጸባርቕ ክኸውንን ከም ዝድለ ድማ ምስክር እያ።

ብፍላይ ኣብ ጽዑቕ ነገራውን መንፈሳውን ለውጢ ዝርከብ ሕብረተሰብ ዝያዳ ንውሽጣዊ ድሌታቱ ዘስተንፍስ ስነጥበብ እዩ ዘናዲ። ውልቀ ኣንበብቲ ኩሉ ግዜ ኑቲ ኣብ ውሽጦም ዘሎ ድሌት፡ ባህግን ትጽቢትን ሐዞም'ዮም ንሓደ ስነጥበባዊ ስራሕ ዝገጥሙዎ። ተቐባልነት ናይቲ ስነጥበባዊ ዕዮ ድማ ንድሌት ተቐባሊኡ ተዓዚቡ ከቕርቦ ብዘለዎ ናይ ውክልና ዓቕሚ'ዩ ዝልካዕ። እዚ ዓንቀጻት፡ ዝዓበየ ብቕዓቱ እምበኣር፣ ኣቀራርባኡ ንኣረዳድኣ ኣንበብቱ ግምት ዝሁብ ቅርጺ ኣቀራርባኡን ኣተሃናንጻኡን ብቅዱስ ጽሑፋት ዝተጸልወ ምዃኑን እዩ። ጸሓፊ ንቁምነገር ዓንቀጻቶም ሃይማኖታዊ ፍልጠት ምርኩስ ብምግባር ምስ ዝተፈላለዩ ኣብነታትን ጥቕስታትን ቅዱሳት መጽሓፍትን እናተኣሳሰሩ ከቕርቡዎ ምኽኣሎም ከኣ ኣንበብቲ ብቐሊሉ ክቐርቡዎ፡ ክቕበሉዎ፡ ክርድኡዎን ከስተማቕሩዎን ሓጊዙ እዩ። ጸሓፊ ትርጉምን ኣገዳስነትን ሓርነት ንምግላጽ ዝተጠቕሙሉ ኣገባብ፣ ኣንበብቲ ንሓርነት ከም ዘግዕድዉዋ ገይሩ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ሓርነት ንምርካብ ቃልስን መስዋእትን ኣብ ቅድመኦም ከም ዘሎ'ውን ኣሚቱ እዩ። ኑቲ ናይ ሽዑ ኣተሓሳስባ መቀራረቢ ሓይልን ጥምረትን ንኽፈጥር'ውን ሓጋዚ ምንባሩ ክንርድኦ ንኽእል። ቀስ ብቐስ ከኣ እቲ "ኤርትራ እንታይ ትኸውን?" ዝብል ሕቶ በሲሉ፡ ንሕብረተሰብ ኣቃሊሱ፡ ኣሰዊኡን ናብ ዓወት በጺሑን እዩ።

ኣብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ፡ ስነጥበብ ሰውራ መብዛሕትኡ መድረኻዊ ብምዃኑ እዩ ቀጺሉ። ኤርትራዊ ሕብረተሰብ ኣብ መውዳእታ ዝመረጾ ኣገባብ ቃልሲ፣ ዕጥቃዊ ኣስጻዊ ይኹን እምበር፡ ኣብዚ መራሒ ስነሓሳብ፡ ካብቲ "ሓፋሽ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይተዓጠቕ" ዝብል ጭርሖኡ 'ንቕሓት' ዝብል ኣምር ብቐዳምነት ተሰሪዑ እንረኽቦ። በዚ መሰረት፡ ሰውራ ዝሓለፎ ዓወት ንኽትንክፍ፡ ዕጥቂ በይኑ እኹል ስለ ዘይነበረ፡ዝዓጥቖ ሓይሊ ንምስሳንን፡ እቲ ዝዓጠቐ ድማ ዕላማ ናይቲ ዝጉበሮ ክግንዘቦን ብኣፍልጦን ንቕሓትን ንኽጉበሮን ስነጥበብ ከም ኣገዳሲ መንቀሊ መሳርሒ ኮይኑ ተዋሲኡ እዩ።

ሰሎሞን ጸሃየ፡ ኣብ መእተዊ ናይታ "ሳሕል" ብዝብል ኣርእስቲ ዘሕተማ መጽሓፍ እኩብ ግጥምታቱ ብኸምዚ ዝስዕብ ኣቐሚጥዎ'ሎ፦

*ሰውራ ኤርትራ ቃልሱ ዘንጸባርቐሉ፡ ቅያታቱ ዝነግር፡ ፍናን ህዝቡ ዘልዕል፡ ጉድ ጸላእቱ ዘውጽእ ስነጽሑፍ ከተባብዕን ክኸስኩስን ግድነት ነይሩ። ብ1979 (ድሕሪ ምዝላቕ) ከኣ ነዚ ዝዓምም ሓደ ሓፈሻዊ ስነጥበባዊ ምንቅስቓስ ኣብ ሳሕል ተጀመረ።*

እዚ ከኣ ዕቱብነት ኣተሓሕዛ ስነጥበብ፡ ከም ሓደ ናይ ለውጢ መሳርሒ ክስርሓሉ ከም ዝጀመረ የረድእ። እዚ ተጠቒሱ ዘሎ መድረኽ፡ ኣብ ሜዳ ኤርትራ ዓቢይ ወተሃደራዊ ለውጢ ዝተራእየሉ መድረኽ እዩ ነይሩ። ሓይሊ መግዛእቲ ምሉእ ብምሉእ ንምስዓር፡ ህዝቢ ኤርትራ ኣብቲ ነዊሕ ምዃኑ ርዱእ እናኾነ ዝኸደ ቃልሲ ከም ዝጽመድ ምግባር ግድን ነይሩ። ኣብዚ መስርሕ ምሕያል ቃልሲ ከኣ'ዩ ስነጥበብ ሰውራ ብዝተፈላለየ




መልክዖቱ ኣስተዋጽኦ ዝገበረ። እዚ ስነጽሑፋዊ ስርሓት'ዚ ማዕረ-ማዕረ'ቲ ፖለቲካውን ወተሃደራውን ማሕበራውን ለውጢ ዘመዝገበ ዝነበረ ውድብ፡ ንዑኡ ዝደፍእ፡ ቀስ ብቐስ ኣብቲ ሕብረተሰብ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ኣእምሮኣዊ፡ ከምኡ'ውን ሰውራዊ ስነሓሳብ ንምስራጽ ኣድላዪ ኩይኑ። ነዚ ብዝበረ ንምትርጓም ከኣ ኣብ 1982፡ "ስነጽሑፍ፡ ኣመዓብላኡን ተራኡን ኣብ ሰውራ" እትብል መጽሓፍ ክትዳሎ ግድን ኰነ።

በዚ መንፈስ'ዚ ዝፍጠር ስነጽሑፋዊ ስርሓት፡ ትሕዝቶኡን ዕላማኡን ኣብ ስነኣእምሮ ናይቶም ተቐበልቲ ናይቲ ስራሕ ዘድሃበ ምኽኑ ክንርድኦ ንኽእል። ኣብቶም ኣብቲ መስርሕ ለውጢ ቀንዲ ተዋሳእቲ ዝነበሩ ተጠቀምቲ ናይቲ ስነጥበብ ከኣ ኩብ ዝበለ ጽልዋ ክፈጥር ክኢሉ እዩ። በዚ ቅኒት'ዚ፡ ኣብዚ መድረኽ'ዚ ብዙሕ ግጥሚታት፡ ደርፍታት፡ ድራማታት፡ ሓጸር ዛንታታት፡ ዓንቀጻት . . . ፈርዩ እዩ። እዞም ስርሓት ብሓፈሻ፡ ማዕረ'ቲ ቡበመድረኹ ዝፍጠር ዝነበረ ፖለቲካውን ወተሃደራውን ምዕባለ እናኾዱ ከኣ፡ ንካልእ ዝያዳ ምዕባለ ዝደፍእ ኮይኖት ክፍጠር ተራኦም ተጻዊቶም እዮም። ሓይሊ ናይዚ ኣብ ሜዳ ዝፈረየ ስነጥበባዊ ስርሓት፡ ካብቲ ዝፍጠር ዝነበረ ክውንነት ዝቕል፡ ንስምዒትን ድሌትን ህዝቢ ዝጸናጸን፡ ፍናንን ትብዓትን ተጋደልቲ ዘበርኽ፡ ብሓፈሻኡ ንድሌት መላእ ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝርዳእ ዕቱብ ስራሕ ብምዃኑ ከኣ ረዚን ናይ ለውጢ ሓይሊ ክኸውን ኣኽኢሉቶ ናጽነት ከኣ ኣብጺሑ እዩ።

ቅድም ስነጥበባዊ ስርሓት ኤርትራ ዕወት ክጉበርዎ ካብ ዝኸኣሉ ረቛሒታት እምበኣር፡ ማንዛ እዋኑ ብምዃን ንውሻጠ ኣስተማቕርቱ ክርዳኦ፡ ስምዒቶም ዝረኸበን ንዑኡ ዘንጸባርቕን ክኸውን ኣብ ርእሲ ምኽኣሉ፡ብመንጸር ኣቀራርባኡ'ውን ንኣረዳድኣ ደረጃ ንቕሓትን ድሕረባይታን ተቐበልቱ ግንዘበ ዝሃበ ብምዃኑን እዩ። እዚ ኸኣ ብኽልተኡ ሸነኻት ማለት፡ ስነጥበባዊ ጽባቐን ሕብረተሰባኣዊ ክብረን ኣገዳስነትን ስለ ዝሓለወ እዩ።

እዚ ብሓፈሻኡ እቲ እወታዊ ሸነኽ ስነጥበብ ይኹን እምበር ብኣንጻሩ፡ ኣብ ታሪኽ ካልኦት ህዝብታት ዓለም ከም ዝተራእየ ንሕብረተሰቡ ዝዘልፍ፡ ዘዋርድ፡ ዝንዕቕ፡ ዘዕኑ፡ ጽልኢ ዝዘርእ፡ ንዓመጽን እኪይን ዘተባብዕ፡ ዘናቑት 'ስነጥበባት' እውን ከም ዘለዉ ምግንዛብ ኣገዳሲ እዩ።

ብጹኣምላክ ጉብረስላሴ፡ "ትግዝህና ዓለሙ" ኣብ እትብል ልብወለዳዊት መጽሓፉ፡ ነዚ ክገልጽ እንከሎ፡

*"ብብሱል ስነጽሑፍ፡ ብዓለባ ልቦና ዝተጣመረ ክኑታዊ ብሂል፡ እንሆ ተኸሊ-ባህሪ ማንም ሕብረተሰብ ክምልምል ይኽእል'ዩ። ከምኡ'ውን ጿጋኑት ተፈጥሮ ኩዲዖ፡ ብላሸኑት ዓለም ዝነኣደ ዝስረጥ ስነጽሑፍ፡ ክኑታዊ ተግባር ንዝደረኸ ምዕቡል ሕብረተሰብ ከንቅዝ ከም እኸሊ፡ ከባኽን ከም ሓሰር ኣዝዩ ይኽእል'ዩ።"* ኢሉ ኣስፊሩ'ሎ።"

ባዚል ዱብ ዝተባህለ ደቡብ ኣፍሪቃዊ'ውን ኣብ ሓደ ኢጋጣሚ፡ *"... ብዛዕባ መንደቕ በርሊን እንታይ ትብል እንተ ትብሉኒ ከም ብዙሓት ሰባት እቲ መንደቕ ካብ ገጽ ምድሪ ጠፊኡ'ዩ፡ ኣብ ኣእምሮ ደቂ ሰብ ግን እንደገና ይህነጽ ኣሎ ምበልኩ። ኣብ ደቡብ ኣፍሪቃ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ንእሽተይ ኣጉዶ ከምዚ ናይ ጀርመን መንደቕ ንሃንጽ ዘለና ኮይኑ'ዩ ዝስምዓኒ። ደራሲ ድማ እዞም ከምዚኦም ዓይነት መናደቕ ዝፈርስሉ ብልሓት ካብ ዘናድዩ ሓይሊታት ሓደ'ዩ፤ደራሲ ነዞም መናደቕ ብብርዑ እናሰርሰረ ዘፍርስ ፍጥረት'ዩ በሃሊ'የ፡"* ክብል ይገልጽ።

ካብዚ መረዳእታ'ዚ ኖቒልካ እምበኣር፡ ስነጥበበኛታትን ስርሖምን ማንዛ እዋኖም ዝኾኑ ተዘኣሪ ስርሓት ክፍርዩን ምስ እዋኖም ተኣሳሲሮም ንክዕላቶም'ውን ምእንቲ ክዘከሩን ዕቱብ ክሰርሑን ከም ዝግባእ ምዝኻር ግቡእ እዩ። ከምቲ "ፊልምታትና ኣብ ቀራና" ኣብ ዝብል ዓንቀጽ (መጽሔት መንእሰይ ቁ 51) ኣስፊረዮ ከም ዝበርኩ፡ 'ዝተፈላለዩ ሕብረተሰባት ከከም ደረጃ ምዕባለኦምን ንቕሓቶምን ከምኡ'ውን፡ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ቊጠባዊን ባህላውን ኩነታቶም፡ ትጽቢታቶም ካብ ስነጥበብ ክፈላለ ይኽእል'ዩ። መሰረታዊ መድረኻት ምዕባለ ዝሰገረ ሕብረተሰብ ኣዘናጋዒ መዳይ ስነጥበብ ዝያዳ ከድልዮ ይኽእል'ዩ። ኣብ ገለኡ'ውን ኑቲ ደረጃኡን ሃንፋቱን ዝመልእ ስነጥበባት ክናዲ ይኽእል። ቁምነገሩ ዝውሕድ፡ ፈተነኣዊ (ኤክስፐሪመንታል) ዓይነትን ንስነጥበባዊ ተሃን ጥራይ ተባሂሉ ዝዕየ ዘድልየሉ'ውን የለን ማለት ኣይኮነን። ሕብረተሰብ ኤርትራ ግን ገና ኣብ መሰረታዊ መስርሕ ነገራውን መንፈሳውን ህንጻት ስለ ዝርከብ፡ ካብ ስነጥበቡ፡ ዝጽበዮ፡ ግዚፍን ነዚ ሸነኽ ጉዕዞኡ ዝምልእን ዘሐይልን ክኸውን እዩ ዝጽበ።

ስለዚ፡ ኑቲ ኣብ እዋኑ ዓንተር ዝበረ ሕሉፍ ኖባሪ ስርሓት እናኮማሳዕካን ብኡኡ እናተደዓዐስካን ምንባር ንመዋእል ዝከኣል ኣይኮነን። ዝጉተት፡ ዘሸድድ ወይ'ውን ወሰን-ወሰን ዝብል ዘይኩነስ ዝመርሕ፡ ኣብ ውሽጢ ሰቡን ሕብረተሰቡን ጠሊቑ ዋና ዝኸውን፡መግለጺን ነጸብራቕን እዋኑን ኩይኑ ሕብረተሰብ ዝሃንጽ ብቑዕ ስነጥበባት ክፈሪ ከኣ ኩሉ'ቲ ስነጥበበኛ እየ ዝብል ክንገንዘቦ ዘለዎ ሞራላዊ ግዴታኡ ምዃኑ ብምግንዛብ ኣብ ግምጃ ሃገራዊ ስነጥበብ ሓወልቲ ንምህናጽ ክንተግህ ይግባእ።

ስፖርት

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

# ትስፉው ሃዋህው ንስፖርት ኤርትራ

ስፖርት ሃገርና ብሰንሰለታዊ መግዛእትታት ንድሕሪት ‘ተዘይጎተት፡ ድሕሪ ናጽነት ተበጊሱ ዝበረ ናህሪ ብዶብ ብዘተሳበበ ኩናት ‘ተዘይዕንቀጽ፡ ብኢደሰላም ኩናት ን20 ዓመታት ተዘይጸለ፡ ኣበዚ ግዜ ኣበይ ደረጃ ምሃለወ?

እዚ ከበድቲ ዕንቅፋት እናሃለወ ግን፡ ስፖርት ኤርትራ ብፍላይ ኣብ ዓውድታት ቅድድም ብሽክለታን ኣትለቲክስን ናብ ዝለዓለ መድረኽ በጺሑ እዩ፡፡ ምስ ህሉው ሃዋህው ሰላም ድማ ብናህሪ ንቕድሚት ክምርሽ ኣፍቀርቲ ስፖርት ሃገር ቅልጡፍ ትጽቢት ኣሕዲሮም ኣለው፡፡




ኣብ ግዜ መግዛእቲ ኢጣልያ፡ ቅድድም ብሽክለታ ዋላ’ኳ ጸዓዱ ኢጣልያውያን ጥራይ ክጻወትዎ እንተ ተጀመረ፡ ዓቕሚ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ግን ተዓቢጡ ክተርፍ ኣይከኣለን፡፡ ኣብ 1936 ደቀባት ክቀዳደሙ ተፈቒዱ፡፡ ኣብ 1937 ቀዳማይ ውድድር ድሕሪ ምኻዱ ድማ፡ ኣብ 1939 ንፈለማ እዋን ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ምስ ኢጣልያውያን ተቐዳደምቲ ብሓባር ተወዳዲሮም፡፡ እዚ ምስ ተሰጋገረ ድማ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ጸሮ ባህታን መሰፍን ተስፋይን ኣብ ኦሎምፒክ ሜልቦርን ኣውስትራልያ 1956 ብምስታፍ ታሪኽ ሰሪሖም፡፡

ኣብ’ቶም ካልኦት ዓይነታት ስፖርት’ውን ብተመሳሳሊ ንዝበረ ፈላላዪ መግዛእታዊ ስርዓት ሰጊሮም ደረጆኦም እናዕበዩ ዝኸዱ ዝበሩ ስፖርተኛታት ብዙሓት እዮም፡፡ ስርዓት ደርግ ንስፖርት ከም ሰግኣት ጸጥታ ርእዩ ንዝዊሕ ዓመታት ጠጠው ምስ ኣበሎ፡ ብዙሓት ኤርትራውያን ስፖርተኛታት ናብ ብረታዊ ቃልሲ ሰዲትን ኣምሪሖም፡፡ ካብ ጽባሕ ናጽነት፡ ስፖርት ከም ኩሎም ጽላታት ካብ ባዶ ክበገስ ኔርዎ፡፡ ንትሑት ባጀት ጋንታታት ኩሉ ዓይነት ስፖርት፡ ስፖርተኛታት ዋጋ ከይሃቡ ብትስፉው ሃዋህው ናጽነት ተደሪኾም ሰማይ ክሰቕልዎ ግዜ ኣይወሰዱን፡፡ ኣልታሓረር ብበሉጻት ተጻወትታ ተመሪሓ ድሕሪ ናጽነት ቀዳመይቲ ሻምፕዮን ኩዕሶ እግሪ ዞባ ማእከል ኮይና፡፡ ስታድዮም ኣስመራ ክልቲኡ ትሪቡን መሊኡ ብድሕሪ ልዳት ዝርከብ ብልምዲ “እንዳ ኣባገይ” ተባሂሉ ዝጽዋእ ሰፍራ ከይተረፈ ብተዓዘብቲ ኣዕለቕሊቑ ስሩዕ ንጥፈታቱ ክካይድ ጀሚሩ፡፡ ክለባት ኩዕሶ እግሪ ዞባ ማእከል ብዝበረን ሓያል ዓቕሚ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ድሕሪ ናጽነት ኣብ ቀዳማይ ናይ ማእከላይን ምብራቓን ኣፍሪቃ ውድድር (ሴካፋ) 1994 ኣብ ኬንያ ተሳቲፉ 4ይ ደረጃ ብምሓዝ ኣብ ቀጻሊ ካብ ትስፉዋት ጋንታታት እዚ ዞባ ንምኻን ዝኸደላ ወሐድ ምኳኑ ኣብ ሜዳ ኣመስኪሩ፡፡ ሓላው ልዳታ ዝበረ ብርሃ ኣርኣያ (ብሬታ) ብሉጽ ሓላው ልዳት እቲ ውድድር ተጸዊዑን ብማእከናት ዜና እቲ ውድድር ድማ “ዓይኒ ንስሪ” ተባሂሉ ተጸዊዑን፡፡

ቅድድም ብሽክለታ ኣብ እዋን መግዛእቲ ብፍላይ ክኣ ግዚያት ፈደሬሽን ምስ ኢትዮጵያ፡ ኣብ ሓሙሽተ

ውድድራት ኦሎምፒክ (1956 ሜልቦርን፡ 1960 ሮም፡ 1964 ቶክዮ፡ 1968 ሜክሲኮ ሲቲ፡ 1972 መኒኽ) ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ዓቕሞም ክገሉ ስለ ዘይከኣሉ ንኢትዮጵያውያን በሊጾም ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ብምጥርናፍ ተሳቲፎም። ድሕሪ ናጽነት ዝተበገሰ ቐድድም ብሽክለታ ብዝበዝሐ ሰዓብቱ ምትህልላኽ ተቐዳደምትን ጋንታታትን ዝልለ እዩ ነይሩ። ተቐዳዳማይ ሱቡሓት ኣስመሮም ካብ ክሉብ ሰላንያ ድማ እቲ ቀዳማይ ሻምፕዮን'ዚ ዓውዲ ድሕሪ ናጽነት ክኸውን ዝበቕዐ እዩ። ኣብ መንጎ ክለባት፡ ሬድሰ፡ ሰላንያ፡ ኣዱሊስን ኣልታሓረርን ዝቶየድ ዝበረ ሱፐቢ ውድድር፡ ክሉብ ቴለ ውን ምስ ተጸንበረቶ፡ ደገፍቲ ወትሩ ሰንበት ካብ ንግሆ ሰዓት 6 ክሳብ ሰዓት 2 ድሕሪ ቀትሪ ጽሓይ፡ ንፋስን ቁርን ከይበሉ ክስዕብዎ ዝቐሰበ ተዘውታሪ ውድድር ክሳብ መጀመርያ 1998 ተኻይዱ እዩ። ብፍላይ ክኣ ሻምፕዮን 1997/98 ኣብ መንጎ የናስ ዞርያሰን ሰናይ ጺጋይን ብውልቂ፡ ኣብ መንጎ ጋንታታት ሬድሰን ቴለን ከኣ ብጋንታ ዝተኻየደ ሓያል ምትህልላኽ ክሳብ ሎሚ ካብ ኣእምሮ ኣፍቀርቲ ስፖርት ሃገርና ዘይሃስስ ፍጻሜ እዩ።

ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ዘርፈደ ደጋፊ ንገዛኡ ከይኣተወ፡ ሰዓት 2 ድ/ቀ ናብ ዝጅምር ጸወታታት ኩዑሶ እግርን ኣብ መንጎ ዕረፍቲ ዝቶየድ ዝበረ ውድድር ኣትሌቲክስን ንምዕዛብ ናብ ስታድዮም ይውሕዝ። መግዛበን ማይን ንእግሪ መገዱ እንዳር ብርኩ ሰይሩን ግዜ ሂቡን ክምገቦ ምስ ዝላሰብ ኣብ ስታድዮም ኣስመራ ሰፈረ ክረክብ ከምዝይርከቦ፡ ጸወታ ኣብ "እንዳ ኣጣል" ኮይኑ ክከታተል ምኻኑ ብምርዳእ ኩሉ ብሃታ'ሃታ እዩ ዝጉበሮ። ብዘይካ'ዚ ኣብ ሜዳ ቦቸፊልያ ዝቶየድ ዝበረ ውድድራት ኩዕሶ ሰከየቲትን መርበብን ውን ብዙሕ ሰዓቢ ነይርዎ እዩ። በዚ ድማ ኣፍቃሪ ስፖርት ኣብ መዓልቲ ሰንበት ገዛዖ ክኣቱ ዘይፈቕድ ተደራራቢ ንጥፈታት ይጸንገድ ነይሩ።

ብዶብ ተሳቢቡ ኣብ 1998 ዝተወልዐ ኩናት፡ ንስፖርተኛታት ሃገርና ከም ኣብ ኩሉ ዓይነት ስራሕ ዝርከቡ ሞያኛታት ጸልይዎም እዩ። ልኡላውነት ንምዕቃብ ከቲየም፡ ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ንምጽዋት ክሳብ ዝበቕዑ ስፖርተኛታት መሰዋእቲ ከፊሎም። ኣብ ሃገረ ስካንዲናቭያ ኣብ ዝቶየድ ዝበረ ውድድራት ኩዕሶ እግሪ ህጻናት ስም ካብ ዝረኸቡ ተጻወትቲ ውን ሰንኪሎም። ንስፖርት ዘማመቒ ዝበኩ ደገፍቲ ድማ ብዝበዝሐ።

ድሕሪ ምዝዛም ሰለስተ ወራራት፡ህዝበን መንግስትን ኤርትራ ብኢደስላም ኣይኩናት ሃዋህው ከይተታሕዙ "ወፍሪ ዋርሳይ ይከኣሎ" ኣጠሪሶም ሃገር ንምህናጽ ኣብ ዝተበገሱ ተጻበኣታት ዛይዱ ብእገዳ ንምኽርዳዶም ተሰሪሖ። ነዚ ሰዒቡ፡ "ኢህጉራዊ ተርእዮ ፍልሰት ደቂ ሰቡት" ከም ኣብ ብዙሓት ሃገራት ኣፍሪቃን ገለ ሃገራት ማእከላይ ምብራቕን ንኤርትራ ውን ጸልይዋ እዩ። መንእሰይ ዓቕሚ ኤርትራ ንምትሕጓሕ ብሰፊሑ ተሰሪሕሉ፡ ኣብ ኩሉ ዓይነት ስፖርት ዝጥፉ መናእሰይ ነቲ ዘብለጭልጭ ተባሂሉ ዝነገሮም ግን ከኣ ኣብ ባይታ ዘየለ ምዕራባዊ ሂወት ብምብሃግ ነቲ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ክበጽሑሉ ዝተበገሱ ስፖርት ገዲፎም ተሰዲዶም። ኣብ ዝኸድዎ ነቲ ዓውዲ ዓቕሞም ናብ ዝለዓለ ደረጃ ዝተሰጋገሩ ትሕቲ 1% ኣየሞ።

ካብቶም ሰለስተ ዝዓበዩ ሰዓብቲ ዝርከብዎም ስፖርት ሃገርናጸወታ ኩዕሶ እግሪ እቲ ብቐንዱ በዚ ተርእዮታት ዝተሃስየ ይጉበር። ኣብ መፋርቕ 1990ታት ተራእዩ ዝበረ ብሉጽ ዓቕሚ ኤርትራውያን ህጻናት ኣብ ስካንዲናቭያ ኣብዚ ግዜ ከም ሃገራት ምዕራብ ኣፍሪቃ ብርክት ዝበሉ ፕሮፌሽናል ተጻወትቲ ዝሕፈሶ ዓውዲ ኮይኑ ምህላው። ኣብ 2007 ሃገራዊት ጋንታ ኩዕሶ እግሪ ኤርትራ ትሕቲ 17 ዓመት ንመጻረዩ ጸወታታት ሰገራ ኣብ ዋንጫ ኣፍሪቃ ዝተሳተፈትሉ ፍጻሜ፡ ኤርትራ ዕቑር ዓቕሚ'ዚ ዓውዲ ትውንን ምንባራ ዘርኣየ እዩ ነይሩ። እታ ሃገራዊት ጋንታ ኣብ ዝቐጸለ ዓመታት ተጠርኒፉን ተሞኪራን ናብ ዝለዓለ ዓወታት ከይትሰገም ግን ካብዞን ጉዳይ ፍልሰት ደቂ ኣዓም ንምግባራ ዝተሰርሓለ'ሞ፡ ኣባላታ ካብ ኤርትራ ምስ ተሰደዱ ተመሊሶም ኩዕሶ ንክይቐልዑ ኣብ ካልእ ስራሕ ክዋፈሩ ዝተገበሩ ኣየሞ። ብኸምዚ ተመሳሳሊ ተርእዮ፡ ካብ ጸወታ ኩዕሶ እግሪ ክእለዩ ዝተገደዱ ኤርትራውያን መናእሰይ ውሑዳት ኣይኮኑን።




እቶም ኣብዚ ግዜ ብቀጥታ ምስ ዓለም ዘራኽቡና ዘለውን ህጡር ወጽኢት ንሓፍሰሎም ዘሎናን ቅድድም ብሽክለታን ኣትለቲክስን ወን ንተመኣኸለ. ተርእዮ ተጻዊርም ኣየም ኣብዚ ደረጃ ደይቦም። ኣብ ዙር ፈረንሳ ኣብ 2015 ንፈለማ ግዜ ብዳንኤል ተኽለሃይማኖትን መርሃዊ ቅዱስን ምስታፍ ምስተበጽሐ ዓቕሚ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ድሕረ ባይትኡ እንታይ ይመስል ንምጽናዕ ዝተበገሱ ጋዜጠኛታት ብዙሓት ኣየም። ንዓቕሚ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ናቶም ንምግባር ግን ኤውሮጳውያን ማዕከናት ዜና፡ "ኢጣልያ ንኤርትራ ዝገደፈትላ ጸጋ" ክብላ ክገልጽኦ ከለዋ፡ ኣብ ኣሜሪካ ዝመደበረን ዓበይቲ ጋዜጣታት ድማ፡ "ስሚን ኮርያ ናይ ኣፍሪቃ ኣብ ዙር ፈረንሳ ትደምቕ ኣላ" ኢለን። ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ፡ ከም ኣካል'ቲ ንኤርትራ ዝገጥማ ፖለቲካውን ቁጠባውን ተጻብኦ፡ ብጉዳይ ቪዛ ንምትዕንቃፎም ብዙሕ ተሰሪሑ እዩ። መኽሰብ ደብሳይ ዝሓለፈ ዓመት 5ይ ኤርትራዊ ተቐዳዳማይ ኣብ ቦልታ ስጳኛ ዝተሳተፈ ካብ ምኽንያት ብቪዛ ተዓናቒፉ ካብቲ ውድድር ቦኺሩ። ካብ ዝተፈላለዩ ውድድራት ብጉዳይ ቪዛ ተዓናቒፎም ንውልቆምን ሃገሮምን ዓበይቲ ዓወታት ካብ ምግናጸፍ ዝተኸልከሉ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ብዙሓት ኣየም።

ስምን ዓቕምን ኤርትራውያን ኣትሌታት፡ ኣዳለውቲ ውድድር ኣትለቲክስ ክሰግርዎ ስለ ዘጸግሞም እንበር፡ ብዙሓት ሃገራት ንኣትሌታትና ቪዛ ዝኸልኡ ኣጋጣሚ ውሑድ ኣይነበረን። ዓይነት ኤትራዊ ኣትሌት በዚ ዝሓለፈ 20 ዓመታት ኣይሰለም ኣይ ኩናት ሃዋሁ ተተንኪፉ እዩ። ይኹን እንበር ኣትሌት ዘርእሰናይ ታደሰ ኣብ ርሕቀት ፍርቂ ማራቶን ን5 ዓመታት ሻምፕዮን ክኸውንን ኣብ 2009 ዝሃረሞ ግዜ 58:23 ደቒቕ ዓለማዊ ክብረወሰን ብምኳን ን10 ዓመታት ተጓዒዙን ገና ውን ዝሰበሮ ከይረኸበ ይጎዓዝ ብምህላዉን ኤርትራ ብፍሉይ ተጸዊዓ ኢያ። ብዘይካ'ዚ ኣትሌት ዘርኢሰናይ ታደሰ ኣብ ኣብ 2007 ኣብ ውድድር ጉያ መሮር ዓለም ተሸላሚ ወርቂ ሜዳልያ ዝኾነሉ ፍሉይ ፍጻሜን ንድሕሪት ምልስ ኢልካ ኣብ 2004 ኣሉምፒክ ኣቴንስ ዝጨበጦ ሜዳልያን ንናይ ምግባር ዓቕሚ መንእሰይ ሃገርና ዘመስከረ ተደራራቢ ፍጻሜታት እዩ። ኣትሌት ግርማይ ገብረስላሴ ኣብ ዓለም ለኻዊ ውድድር ኣትለቲክስ 2015 በይጂን ኣብ ርሕቐት ማራቶን 1ይ ደረጃ ብምሓዝ ተሸላሚ ወርቂ ሜዳልያ ዝኾነሉ ኣጋጣሚ ድሕሪ'ቲ መንእሰይ ኣብ ኤርትራ ንኪደሰኩር ብፍሉይ ዝተኻየደ ኣሰናዳን ንሱ ዘሰዓቦ ፍልሰትን ዝመጸ ዓወት ብምንባሩ ንብዙሓት ጀመርቲ ኣትሌታት ተስፋ ዝሃበ ወጽኢት እዩ ነይሩ። እንሆ ድማ 3 ዓመታት ድሕሪ'ቲ ፍጻሜ ኤርትራዊ ዓቕሚ ኣብ ውድድር ማራቶን ዓበይትን ኣብ ዓበይቲ ውድድራት'ዚ ርሕቐት (ሜጀር ማራቶን) ተሳታፍነትና ካብ ዓመት ንዓመት ዓብዩ።

ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ግዳማዊ ምትእትታው ብዘጠንቐ ሰላም ተነፊግዎ፡ ኩሉ ጸላታት ብኣሉታ ተጸልዩ፡ ምሕዝኖት ሃገራት ናብ ዝተሓተ ባይታ ወሪዱ ኣብ ዝጸንሓሉ እዋን፡ ስፖርት ንበይኑ ከጉላዕልዕ ዝሕሰብ ኣይነበረን። ኤርትራ ኣብ ዓውዲ ኣትለቲክስ ኑተን ብወጽኢት ኣብ ቅድሚኣ ዝሰርዓ ኬንያን ኢትዮጵያን ብዙሕ ከሰባ፡ ኣብ ቅድድም ብሽክለታ ብዙሕ መኽሰብተን። ኡጋንዳ ካብዚ ዞባ ንዘለዋ ዝሓሸ ዓቕሚ ኩዕሶ እግሪ ተመኩሮ ክወሰዶ ምተኻእለ። ክለባት ኩዕሶ እግሪ እዚ ዞባ ንኣቃውማ ዓበይቲ ሱዳናውያን ክለባት ኣልመሪኽን ኣልሂላልን ተመኩሮ ምቐሰማሉ።

ካብ ሓድሕድ ክርክብ ዝፕሩበኦ መኽሰባት ስፖርት ብዙሕ እዩ። እንተ'ኾነ፡ ኩናት ኤርትራን ኢትዮጵያን ግን ነዚ ዕድላት ሸፊንዎ ጸኒሑ።

ዘለናዮ እዋን ግን፡ መንግስታት ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዝጸንሐ ጸገማት ብዘይ ምንኻዕ ዓራቕን ፈቲሑ፡ህዝቡታቶም ብሰላም ተኸባቢሩ ንክነብር ዝወሰድዎ ተበግሶ ንስፖርት ዞባና ብቀንዱ፡ ንስፖርት ሃገርና ድማ ብፍሉይ ንቕድሚት ዝደፍእ እዩ።

ኣብ ኬንያ ተወሊዱ ዝዓበየ 4 ግዜ ተዓዋቲ ዙር ፈረንሳ ብሪጣንያዊ ክሪስቶፈር ፍሩም፡ ኣብ 2015 ንምስታፍ ኤርትራውያን ተቐዳደምቲ ዳንኤልን መርሃውን ኣብ ዙር ፈረንሳ ንዘቕረብሉ ሕቶ፡ ኣብዚ ዞባ ንዘሎ ዓቕሚ ስፖርት እዩ ክገልጽ ፈቲኑ። "ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣብ ምጽማም ዝሓተ ዓይነት ስፖርት (endurance) ኣብ ቅድሚት እዩ ዝሰርዕ። ኤርትራ ኣብ ዙር ፈረንሳ ተቐዳደምታ እንተ ኣሳተፈት ድማ ዓቕሚ'ዚ ዞባ ከተርእየና ኢና ተበጊሳ። ክሰርሓሉ እንተ ክኢሉ፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣብ ኣትለቲክስን ቅድድም ብሽክለታን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ክድይብ ይኽእል እዩ።" ይብል እቲ ፍርያት እዚ ዞባ ዝኾነን ንቅድድም ብሽክለታ ዓብሊልዎ ዝርከበን ክሪስቶፈር ፍሩም።

ካብ 1998 ብወራር ወያነ ብኸቢድ ዝተጸለወ ስፖርት ሃገርና፡ ብትሰፋው ሃዋህው ሰላም ንቕድሚት ክምርሽ ተስፋ ስፖርተኛታትን ኣፍቀርቲ ኩሉ ዓይነት ስፖርትን እዩ። ስፖርት ሃገርና ይዓንብብ!

# ሞድሪች፡ ድሕሪ 10 ዓመት ንሜስን ሮናልዶን ንግስነት ዝመንጠለ ተጻዋታይ

• ሜሲ ንፈለማ ጊዜ ንሮናልዶ መሪጽዎ፡ ኣካታዒ መረጻታት ፊፋ ሎም ዘበን'ውን ተራእዩ



ዓመታዊ ብፊፋ ዝዕደል ሽልማት ብሉጽ ተጻዋታይ ኩዕሶ እግሪ ዓለም ካብቲ መላፍንቱ ዝነበረ ባሎንዶኦር ተፈልዩ ን2ይ ዓሙቱ ኣብ ከተማ ለንደን ተኻይዱ። እዚ እቲ ብሉጽ (The best) ዝብል ስያመ ተዋሂብዎ ዘሎ ሽልማት፡ ሎም ዘበን ድሕሪ 10 ዓመት ካብ ሜሲን ሮናልዶን ወጻኢ ካልእ ሰብ ክሽልም ምብቓዑ እቲ ዝዓበየ ፍሉይነቱ እዩ።

ክሮኤሽያዊ ኣከፋፋሊ ርያል ማድሪድ ሉካ ሞድሪች፡ ክለቡ ን3ይ ተኸታታሊ ዓመት ተዓዋቲት ሻምፕዮንስሊግ ኤውሮጳ ክትከውን ተርኡ ድሕሪ ምጻዋት፡ ኣብ ዋንጫ ዓለም 2018 ሩሲያ ድማ ሃገራዊት ጋንታ ክሮኤሽያ ካብ ትጽቢት ወጻኢ ናብ መዛዘሚ ጸወታ ክትበጽሕ ሓለቃ ጋንታ ኮይኑ ልዑል ኣበርክቶ ጌሩ። ናይ ዋንጫ ዓለም ብሉጽ ተጻዋታይ ተጻዊዑ ወርቂ ኩዕሶ ተሸሊሙ። በዚ ድማ ኑዩም ክልተ መወዳድርቱ ኮይኖም ዝቐረቡ፡ ፖርቱጋላዊ ክርስትያኖ ሮናልዶን ግብጻዊ መሓመድ ሳላሕን ብናይ ዋንጫ ዓለም ኣበርክትኡ ክበልጾም ክግበረሉ ዝጸንሐ ትጽቢት ዝመለሰ ሉካ ሞድሪች፡ ድሕሪ ብራዚላዊ ሪካርዶ ካካ ኣብ 2007 ነዚ ሽልማት ዝወሰዳ ካብ ሜስን ሮናልዶን ወጻኢ ቀዳማይ ኮይኑ።

ሜሲ ካብዞም 3 ንመዛዘሚ ዝበጽሑ ሕጹያት ብዘይምንባሩ ስዕረቱ ኣቐዲሙ እዩ ኣረጋጊጹ። ሮናልዶ ውን ኣቐዲሙ ኣብ ሽልማት ብሉጽ ተጻዋታይ ኤውሮጳ ብሞድሪች ብ90 ድምጺ ተበሊጹ ስለ ዝነበረን ትጽቢት ዝጠዘለ ኣፍቃሪ ኩዕሶ እግሪ ድማ ሞድሪች ክዕወት ብምንባሩ፡ ንሞድሪች ዓወቱ ኣቐዲሙ መሪቕሉ እዩ። እዞም ንጸወታ ኩዕሶ እግሪ ንዝሓለፈ 10 ዓመት ናይ ክልቲኦም ጊደሮም ዝጸንሑ ሜስን ሮናልዶን ኣብዚ ካብ ክልቲኦም ወጻኢ ተዓዋቲ ዝተረኽበሉ ስነስርዓት ኣይተረኽቡን። ሮናልዶ ምስ ክለቡ ንዘለዎ ጸወታ ክዳለው መረጸ ክብል ከሎ፡ ሜሲ ድማ ስድራቤታዊ ጸገም ዝብል መመኽንይታ ኣቕሪቡ። ካብ ስሙያት ኣሰልጠንቲ ዓለምና ዝኾነ ኢጣልያዊ ፋብዮ ካፔሎ ንዚይ ምምጻእ'ዞም ክልተ ተጻወትቲ ኣመልኪቱ፡ "ክብረት ደጋፊ ኩዕሶ እግሪ የብሎምን። ኣብቲ ክዕወቱ እንክለው ግን ኣመኻንዮም ኣይተረፉን።" ክብል ዘሊፍዎም።

ብርግጽ ሰኑይ 24 መስከረም እዚ ሽልማት ምስ ተዓደለ ረቡዕ 26 መስከረም ሜሲ ጸወታ ላሊጋ፡ ሮናልዶ ድማ ግጥም ሰሪኣ ኔሮምዎም እዮም። ኮይኑ ግን እቶም ኣብዚ ስነስርዓት ዝተረኽቡ ሞድሪች፡ ሳላሕ ከምኡ ውን 9 ኣብ ብልጽቲ ጋንታ ናይዚ ዓመት ዝኣተዉ ተጻወትቲ ውን ኩሎም ኣብ ተመሳሳሊ ዕለት ጸወታ ነይሮምዎም እዮም። ሜስን ሮናልዶን ኣብቲ ናይ 2 ሰዓት ስነስርዓት ተሳቲፎም ከርክቡ ዘጸግሞም ኣይነበረን። ካልእ ተጻዋታይ ድሕሪ 10 ዓመት ካብ ኮረሻ ስልጣኖም ከውርዶም ዘይተቐበልዎ'ዶ ኮይኖም? ክኸውን ይኽእል እዩ!

ናብቲ ካልኣይ ተርእዮ ምስ እንመጽእ፡ ፊፋ ዓመታዊ ኣብ ዝዕድሎ ሽልማት ብሉጽ ተጻዋታይ መዛረቢ ኣርእስቲ ክሰርሑ ልሙድ ተርእዮ እዩ። ኣብዚ ናይ ሎሚ ዓመት እቲ ዶ'እንክር ጥዑይ መረጻ እዩ ዘበሉ፡ ሓላው ልዳት ርያል ማድሪድ ቤልጁማዊ ቲቦ ኮርትዋ ኣብ ክለቡ ዝነበረት ቸልሲን ሃገሩ ቤልጁምን ብዝርኣዮ ብቕዓት ብሉጽ ሓላው ልዳት ዓለም ተባሂሉ ሽልማት ካብ ፊፋ ዓቲሩ። እንተ ኾነ ግን ኣብታ ናይ ሕልሚ ጋንታ ብፊፋ ዝቖመት ቦታ ተሳኢንዎ። ስጳኛዊ ሓላው ልዳት ዴቪድ ዲሃያ ናይታ ዝቖመት ብልጽቲ ጋንታ ሓላው ልዳታ ኮይኑ። መኖም እዩ ብሉጽ? ዝብል ሕቶ ንፊፋ እንተ ኣቕረብካሉ'ስ ንመኖም እዩ ክሓሪ?

ንባዕሉ ግብጻዊ መሓመድ ሳላሕ ኣብዚ ናይ ሎሚ ዓመት መረጹ ንሞድሪችን

ሮናልዶን ተኸቲሉ ብ10% ድምጺ 3ይ ዝበለጸ ተጻዋታይ ዓለም ተጸዊዑ ኩብቆዕ ኣብዛ 11 ተጻወትቲ ዝኣባላታ ናይ ፊፋ ጋንታ ግን ቦታ ኣይረኸበን። እቲ ድሕሪኡ 4ይ ደረጃ ዝሓዘ ፈረንሳዊ ኪልያን ሚባፐ ንዕኡ በሊጹ ኣብታ ጋንታ ኣትዩ።

መኣስ እዚ ጥራይ፥ብራዚላዊ ናይ መኣዝን ተኸላኻላይ ፒ.ኤስ.ጂ ዳኒ ኣልቬዝ ኣብ ክለቡ ዝተጋሕ ኣስተዋጽኦ ኣየርኣየን፣ ፒ.ኤስ.ጂ ኪንዮ ሃገራ ዝኸይድ ዓወት ውን ኣይነበራን። ምስ ሃገራዊት ጋንትኡ ብራዚል ውን ኣብ ዋንጫ ዓለም 2018 ኣይተሳተፈን፣ ብማህረምቲ ቦኺሩ። ኣብዛ ናይ ሕልሚ ጋንታ ግን ቦታ ረኺቡ። ኣብ ሻምፕዮንስሊግ ይኹን ዋንጫ ዓለም ብሉጻት ናይ መኣዝን ተኸላኸልቲ ተራእዮም ኢዮም። ኣብኡ፣ ኣብ ልዕሊ ኣርጀንቲና ብልጽቲ ሹቶ ዘመዝገበን ዝበለጸት ሹቶ ዋንጫ ዓለም ዝተጻወዐትን ዘበርከተ ፈረንሳዊ ፓቫርት፣ ዝጠዘሐ ቀረብ ንኣጥቃዕቲ ዝገበረ እንግሊዛዊ ትሪፐር፣ ብፍጥነቱ ንኸይማር ካብ ዋንጫ ዓለም ዝኣለየ ቤልጁማዊ ሙኒየር፣ ኣብ ሻምፕዮንስሊግ ድሙቕ ብቕዓት ዘበርከ ስጳኛዊ ዳኒ ካርቫሃልን ካልኦትን። ዳኒ ኣልቬዝ በየናይ ፍሉይ ኣበርክቶ ኣብዛ ጋንታ ቦታ ረኺቡ? ዝብል ሕቶ፣ ርግጸኛ ኢየ ፊፋ መልሲ ክረኽበሉ ዘጸግም እዩ።

ንብሉጽ ተጻዋታይ ዓለም ዝመርጹ፣ ኣሰልጠንትን ሓለቃ ሃገራውያን ጋንታታትን ምሩጻት ጋዜጠኛታትን ኢዮም። ኣሰልጠንትን ሓለቃ ጋንታታትን ኩሉ ጊዜ ወገንነት ክሕዙ ምርኣይ ልሙድ እዩ። ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሳልሳይ ክመርጹ ይሕተቱ'ሞ ንደቂ ሃገሮም ተር ከም ዓተር የሰፍሩ። ሎሚ ዓመት ከምዚ ብምግባሩ ዝተነቕፈ እቲ ብሉጽ ኣሰልጣኒ ዝተሮቕሐ ኣሰልጣኒ ሃገራዊት ጋንታ ፈረንሳ ዲደየር ዲሾሁምፕ እዩ። ንግሪዝማንን ሚባፐን ቫራንን ሰለስቲኦም ተጻወትቱ




መረጹ። ብቕዓት ደቂ ካልእ ሃገር ተጻወትቲ ኣይተራእዮን።

ሜሲን ሮናልዶን ንዝሓለፈ 10 ዓመት ንጸወታ ኩዕሶ እግሪ ክዕብልልዎ እንክለዉ፣ እቲ ሓለቃ ጋንታ ኣርጀንቲና፣ እቲ ድማ ናይ ፖርቱጋል ኮይኖም ኣብ ዝጐበርዎ መረጻ ንሓድሕዶም ፍጹም ተመራሪጾም ኣይፈልጡን። ክልቲኦም ብፍሉይ ኣብ ዝደመቑሉ ዓመት ውን እንተ ኾነ። ኣብዚ ዓመት ግን ሜሲ ንሮናልዶ ኣብ 3ይ ምርጫኡ ብምዝካሩ መዛረቢ ኣርእስቲ ሰሪሑ።

ካልእ መዛረቢ ነጥቢ ኮይኑ ዝቐረበ፣ ዝሓለፈ ዓመት ውድድር ካብ ዝተመዝገበ ብሉጽ ሹቶታት፣ ሮናልዶ ኣብ ልዕሊ ጁቬንቱስ ዘመዝገባ ኣደናቒት ሹቶ ወይ ድማ ጋረዝ ቤል ኣብ መዛዘሚ ግጥም ሻምፕዮንስ ሊግ ኣብ ልዕሊ ሊቨርፑል ዘመዝገባ ተመሳሳሊት ሹቶ ክሽለማ ከም ርዱእ ኣብ ዝተወሰደሉ ስእርዓት፣ ግብጻዊ መሓመድ ሳላሕ ኣብ ልዕሊ ኤቨርተን ዘመዝገባ ቅዱ ባናና ሹቶ ብልጽቲ ምጽውዓ እዩ። ንህዝቢ ክፉት ኣብ ዝተገድፈ መረጻ ብልጽቲ ሹቶ ፑሽካሽ፣ 100 ሚልዮን ብዝሓ ህዝቢ ግብጺ ተርኡ ተጻዊቱ ክኸውን ከምዝኸእል ድማ ትግምት።

ብዘኾነ ሽልማት ብሉጽ ተጻዋታይ ዓለም ካብቶም ኣፍቃሪ ኩዕሶ እግሪ ብዝንቀውታ ዝጸበዮም ካብ ሜዳ ወጻኢ ዝካየዱ ንጥፈታት'ዚ ዓውዲ እዩ። ኮይኑ ግን ኣብ ቅዲ ኣመራርጻ ፊፋ ካልእ መገዲ ክጥቀም ጻውዒት ይቐርበሉ ኣሎ። ንተኸላኸልትን ሓለውቲ ልዳትን ዝረስዐ ሽልማት ከም ምዃኑ መጠን ኩሎም ተጻወትቲ ኣብ ሜዳ ዝካይድዎ ንጥፈታት ዝቐምር ምዕቡል መረጻ ክተኣታቶ፣ ካብ ስምዒታዊ ኣመራርጻ ኣሰልጠንቲ ይኹን ተጻወትቲ ክወጽእ ፊፋ ተርኡ ክጻወት ጻውዒት ይቐርበሉ ኣሎ።



# መኣሳ

## ኣነቓቓሕቲ ዛንታታት

# ፈላጽ ዕንጸይቲ

ሓደ እዋን ሓደ ሓያል ፈላጺ ዕንጸይቲ ነበረ። ስራሕ ምፍላጽ ዕንጸይቲ ደልዩ ኩለል ይብል ድማ ነበረ። ኣብ መገዱ ሓደ እንዳ ዕንጸይቲ ጉነፎ እሞ ስራሕ ከእትውዎ ሓተተ። ሰለጦ ድማ። ፈላጺ ዕንጸይቲ በቲ እተሰማምዖ ዋጋን ኩነታት ስራሕን ተሓጉሰን ዓገበን። ብዝከኣሎ ሓይሉ ክሰርሕ ድማ ምኽንያት ኰኖ።

ዋና እንዳ ዕንጸይቲ፡ ዓምኡ፡ ድሉውነቱ ምስ ረኣየ፡ ፋስ ብምሃብ እቲ ዝቖረጾ ኣጉናድ፡ ኣበይን ብኸመይ ኣገባብ ከም ዝቈርጾን ሓበሮ። ጽቡቕ ናይ ስራሕ እዋን ክኸውን ተመንይሉ ገለለ።

ብዘረባ ዓምኡ እተተባብዐ ፈላጽ ዕንጸይቲ ኣብ ቀዳመይቲ መዓልቱ ዓሰርተው ሸሞንተ ኣጉናድ በቲ ዓምኡ ዝኣዘዞ መሰረት ቈራረጸ። ዓምኡ ከም እተሓጉሰሉ ምስ ረኣየ ድማ ዝያዳኡ ክሰርሕ ሓሰበ። ኣብ ካልኣይ መዓልቱ ኣበርቲዑ ድሕሪ ምስርሑ ዓሰርተው ሓሙሽተ ኣጉናድ ጥራይ ቈረጸ። ኣብ ሳልሳይ መዓልቱ ድማ ዓሰርተ ኣጉናድ ጥራይ ቈረጸ። በብመዓልቱ ከምቲ ኣብ ቀዳማይ መዓልቲ ዝዓመሞ ምእንታን ክበጽሕ ኣበርቲዑ'ኳ እንተ ጸዓረ፡ እንትርፎ መሊሱ ከንቈልቍል ከመሓይሽ ኣይከኣለን። ሕማቕ ድማ ተሰምዖ።

"በቃ ሓይለይ ጸንቂቑ'የ ማለት'ዩ፡" ኢሉ ሓሰበ። ናብ ዓምኡ ብምኻድ ድማ ይቕሬታ ሓተተ'ሞ፡ እንታይ ኰይኑ ከምኡ ከም ዝኸነ ከም ዘይተረድኦ ነገሮ።

"ፋስካ ዘብላሕካሉ መወዳእታ መዓልቲ መዓስ ነይሩ?" ኢሉ ሓተተ ዓምኡ።

"ምብላሕ!?" በለ ፈላጽ ዕንጸይቲ፡ "ናይ ዘሎኒ ሓይሊ ገይረ ኣጉናድ ክቈርጽ ምብላሕ ኣበይ ከርክበሉ ...።"

*** ነጸብራቕ ***

ህይወትና'ውን ከምኡ'ያ። ህይወት ብዙሕ ነገር'ዩ ዘሎዋ። ሓደ ሓደ እዋን ኣዚና ብስራሕ ንጽመድ ኢና፡ ልክዕ ከምቲ ፈላጽ ዕንጸይቲ ፋስና ከነብልሕ ግዜ ዘይንረኽበሉ ወቕቲ ኣሎ። ኣብዚ ዘለናዮ እዋን ሰባት ካብ ቅድሚ ሕጂ ዝነበረ እዋን ንላዕሊ ኣብ ስራሕ ኣመና ጽሙዳት እዮም። ግና ክንዲ'ቲ ቅድሚ ሕጂ ዝነበሩዎ ሕጉሳት ኣይኰኑን። ስለምንታይ ይመስለኩም፧ ፋስና ንኽነብልሕ ስለ ዘረሳዕናዮ ይኸውን፧

ብስራሕ ምጽማድን ኣበርቲዕካ ምስራሕን ተፈታዊ ባህሪ ትጉሃት ሰባት እዩ። ሽሕ'ኳ ኣበርቲዕና ክንሰርሕ እንተ'ለና፡ ነቶም ኣብ ህይወትና ኣገደስቲ ዝኾኑ ነገራት እናገደፍና ኣይኰነን። ኣብ ውልቃዊ ህይወትና ዘገድሱና ብዙሓት ነገራት ኣለዉ፤ ንኽም ስድራቤትና፡ ኣዝማድና፡ ፈተውትና፡ ኣምላኽና፡ መጽሓፍ ኩነ ካልእ ግዜ ክንህብ ኣለና።

ነብሲና ከነዘናግዕ የድልየና እዩ፡ ክንሓስብ፡ ከነስተንትን፡ ክንመሃርን ክንዓቢን እውን። ስለዚ ፋስና ከነብልሕ ግዜ እንተ ዘይሂብና ውጽኢታውነትና እናኣጉደልና ፍረ ዘይብላ ገረብ ክንከውን ኢና።

ስቴቨን ኮቨይ
ካብ፡ ሸውዓተ ባህርያት ዕዉታት መንእሰያት

# ሓጸርቲ ጽዋታት
# ፍቕሪ

ሓንቲ ጉርዞ ንሓደ ቀራቢኣ ወዲ ስሓቢት ምኳናን ዘይምኳናን ሓተተቶ፤ "ኖኖእ" ኢሉ መለሰላ። ንሓዋሩ ምስኣ ክኸውን ይደሊ እንተ ኰይኑ'ውን ሓተተቶ። ንሱ ደጊሙ "ኣይፋለይን" በላ። ሕቖኣ ሂቡቶ ምስ ከደት ክበኽየላ ምኳኑን ዘይምኳኑን ሓተተቶ። "ኖኖእ ኣይበክይን፡" ኢሉ መለሰላ። ብመልሱ ዝሓረቐት ጉርዞ ገዲፋቶ ክትከይድ ነይሩዋ፤ ተበገሰት ድማ።

ንሱ ብምናታ ዕትዕት ኣቢሉ ደው ኣበላ'ሞ፥ "ስሓቢት ኣይኰንክን፡ ጽብቕቲ ኢኺ። ንሓዋሩ ምሳኺ ክኸውን ኣይደልን፡ ንሓዋሩ ምሳኺ ምኳን ግዴታ'ዩ። ንስኺ ምስ ገደፍክኒ ኽኣ ኣይበክይን'የ፡ እንታይ ደኣ ክመውት'የ፡" ኢሉ መለሰላ።

***

ሓደ ምሸት ክልተ ፍቑራት ኣብ ሲነማ ፊልም ክዕዘቡ ኣምስዮም። እቲ ኣፍቃሪ ብመኪናኡ ንገዝኣ ኩብጽሓ ተበገሰ። እዚ ኸሉ ነዊሕ መገዲ ተጓዒዞም ክልቲኦም ቃል ከየምለቑ ነቲ ሕሱም መርገፍቲ ስቕታ ይማቐሉዎ ነበሩ። መወዳእታኡ ኣፍቃሪት፡ ማኪና ደው ኩብላ ንኣፍቃሪኣ ሓተተቶ። ኣፍቃሪ ኸኣ ምሕጽንታ ኣፍቃሪቱ ሰሚዑ ደው ኣበላ። ኣፍቃሪት ንእለት ዘረባ ጀመረት'ሞ፡ ኣብ ልዕሊኡ ዝነበራ ስምዒት ይቕየር ከም ዘሎን ክፈላለዩ ከም እትመርጽን ነገረቶ።

ኣፍቃሪ ብስቕታ ዝተኳዕኰኣ ንብዓት ካብ ኣዒንቱ እናወሓዘ፡ ካብ ጁባኡ ሓንቲ ሰታሪት መዚዙ ኣቐበላ።

ኣብዛ ህሞት፡ ሓደ ሳኽራም መራሒ ናይ ጽዕነት ማኪና በቲ ጉደና ብናህሪ መጽኣ'ሞ፡ በታ እቲ ኣፍቃሪ ዝነበራ ወገን ነታ ፍቑራት ሒዛ ደው ኢላ ዝነበረት ማኪና ጨፍሊቑ ገደፋ። ኣፍቃሪ ዓረፈ። ኣፍቃሪት ግን ሰረረት። ሃለዋታ ምስ መለሰት ነታ ዝሃባ ወረቐት ዘከረት'ሞ ከተንብባ ጀመረት፤

"ብዘይ ፍቕርኺ ኣነ ምማተይ እዩ።"

መለሳ

# ከተፍቅር ምኽኣል ማለት.....

ከተፍቅር ምኽኣል ማለት፤

ህይወት ምክፋል ማለት'ዩ

ንኽልተኻ ጽቡቓት መደባት ምምዳብ'ዩ



ጉድኒ-ጉድኒ ኈንካ ምስራሕ'ዩ

ፍሽኽታኻ ብኹርዓት'ዩ ዝሽውን፡

በብሓደ ሕልሚ ጋህዲ ዝኾነሉ'ዩ።

ከተፍቅር ምኽኣል ማለት...፤

ክትትሓጋገዝን ክትተባባዕን ምኽኣል'ዩ፡

ምስ ፍሽኽታኻ ክቡራት ቃላት ምሃብ'ዩ፡

ንውህደትካ ግዜ ምሃብ'ዩ፡

ብርህራህን ሓለዋን

ክትሰምዕን ክትከናኸንን ምኽኣል'ዩ።



ከተፍቅር ምኽኣል ማለት...

ኣብ ህይወትካ ፍሉይ ሰብ ምግባር'ዩ፡

ትምርኰሶን ዝሙርኰሰካን ሰብ ምግባር ማለት'ዩ፡

ንኹሉ ዓመታትካ ኣብ ጉድኒኻ ሰብ ምግባር'ዩ፡

ስሓቕን ንብዓትን፡

ከም ሓውን ሓብትን

ከም መሓዙትን ፍቑራትን ኈንካ ምክፋል'ዩ።

ከተፍቅር ምኽኣል ማለት...

ብሓደ ሰብ ምሕሳብ ገዲፍካ ብኽልተ ምሕሳብ'ዩ፡

ብሓጉስ ክትነብር ምድላይ ዘይኰነ ምውሳን'ዩ፡

ምስ ቅንዕናን ምሕረትን ምናባር ማለት'ዩ።

እናሻዕ ክትምልሶም ደስ ዝብለካ ምቍራት ዝኽሪታት ምፍጣር'ዩ፡ ኵሎም ጽቡቓት ክፉኣትን ተኻፊልካ ብሉጽ ፍቕሪ ምውላድ'ዩ።

ምሉእ ትርጉም ምፍቃርን ምክንኻንን ፈሊጠዮ'የ። ሕልሚታት ከም ዝገሃዱ፡ ምሉእ ትርጉም "ከተፍቅር ምኽኣል" ኣብ ምፍቃር ረኺበዮ።

ኣብ ፍቕሪን ንዓኻ ምስ ኣፍቀርኩን ተማሂረዮ።



***

J.S.






## ብሰዱኮ

- ኣብ ሓደ ሳንዱቕ ካብ 1-9 ይምላእ፡
- ንትኹልን ንጋድም፡ ሓደ ቍጽሪ ኣይድገምን

| | | | | | | | | |
|---|---|---|---|---|---|---|---|---|
| | | | | 8 | 4 | | | |
| | 2 | | | | | 6 | 7 | |
| | 4 | 6 | 2 | 9 | | 3 | | |
| 5 | | | | | | 8 | | |
| 7 | | 1 | | 5 | | 4 | | 9 |
| | | 8 | | | | | | 5 |
| | | 5 | | 3 | 6 | 7 | 4 | |
| | 7 | 3 | | | | | 8 | |
| | | | 9 | 7 | | | | |

## ብጂኦሜትሪ

- ኣብዛ ስእሊ ብክርቢት ዝተሰርሓ 5 ትርብዒታት ኣለዋ፡ እታ ዓባይ ደጋዊትን ኣርባዕተ ኣብ ውሽጢ ዘለዋን።

- ካብዚ ክልተ ትርብዒታት ንምትራፍ ክንደይ ክርቢት ክትኣሊ ኣለካ?
(ትርብዒት ዘይፈጥር ክርቢት ኣብኡ ከይገደፍካ ማለት'ዩ።)



## ብኣልጀብራ

- 11 ምስ 11 ረቢሑ 4 ኣይመጽእን'ዩ። ኣብዚም ኣብ ሰደቓ ዘለዉ ቍጽሪታት ኣናቶም ዝምድና ኣሎዎም። ዝምድናኦም ብምልላይ ኑቲ ምልክት ሕቶ ዘሎዎ ምልኡ?

| | |
|---|---|
| 11 x 11= | 4 |
| 22 x 22= | 16 |
| 33 x 33= | ??? |

# ካብ ሕክያታት ሙላ ነስረዲን

"ንግሆ ንግሆ ደንጒኻ ምምጻእክ እንታይ ማለት'ዩ ሙላ?" ክብል ሓተተ ኣሰራሒ ናይቲ ሙላ ነስረዲን ዝሰርሓሉ ዝነበረ ትካል።

ሙላ ኸኣ "እቲ ጸገም ናተይ ኣይኩነን ዓሚ፡" ድሕሪ ምባል፡ "ኣብዚ ኦፊስ ሰዓት ንኽሰርሕ ዓሊምካኒ ኢኻ። በዚ ተሰቢሉኒ ዋላ ኣብ ገዛ ሰዓት ናይ ዘይምርኣይ ልምዲ ኣጥርየ፡" ክብል መለሰ።

***

ሙላ ነስረዲን ናብ ናይ ስራሕ ሓላፊኡ ቀረበ'ሞ እቲ ሓላፊ፡ "ስማዕ ሙላ፡ 'ናይ ሓሙሽተ ዓመት ተመክሮ ኣሎኒ፡' ኢልካና ክትብቅዕ ቅንጣብ ተመክሮ ከም ዘይብልካ ፈሊጥና፡ ምስ ምንታይ ይጽብጸብ እዚ?" ክብል ሓተቶ። ሙላ ኸኣ ከምዚ ክብል መለሰ፤

"እው፡ ኣብ ምውዕዋዕኩም 'ብዓል ሕልሚ ሰብ' ከም ትደልዩ ኣይነገርኩምን?"

***

ኣብ ሓደ ዲጋ ስራሕ ንምቕጻር ናይ ጽሑፍ ፈተና ዝገብሩ ደለይቲ ስራሕ ነበሩ። ቀዳመይቲ ሕቶ "ሃይድሮዳይናሚክስ እንታይ ማለት'ዩ?" ትብል ነበረት። ሓደ ካብቶም ተፈተንቲ ደለይቲ ስራሕ ከኣ ሙላ ነስረዲን ነበረ። "እዚ ማለት ስራሕ ኣይረክብን'የ ማለት'ዩ፡" ክብል መለሰ ሙላ።

***

ሙላ ነስረዲን ድሕሪ ናይ ሓደ ሰሙን ስራሕ ይስጒጕ ነበረ። እቲ ሓላፊኡ ኸኣ ናይ መፋነዊ (መስጒጒ) ወረቐት ክጽሕፈሉ ከሎ፡ በቲ ክሕሱዎ ኣይደለየን በቲ ሓደ ኸኣ ንሙላ ዝጒድእ ክጽሕፍ ኣይደለየን። ሽዑ ከምዚ ክብል ድማ ጸሓፈ፡ "ናብ ዝምልከቶ፡ ሙላ ነስረዲን ምሳና ሓደ ሰሙን ሰሪሑ፡ ዓጊብና ድማ።"

# ናይ ኢደይ



ከተፍቅር ከም ነብስኻ
ማዕረኻ ጠምቶ ንብጻይካ
ከም እተባህለ፡
እንተ ብፍላጥ
እንተስ ብግርህና፡
ሓለፋ ሕውነት
ሓለፋ ጒርብትና፡
ኣማቒለካ ልበይ፡
ሓሳበይ፡ ሕልመይ፡
ባህገይ፡ ጽባሐይ
ብጥቕልሉ።

ከም ዓሚቕ ቀላይ
ከም ዳስ ሓውያ፡
ትቕሕሞ ብዘይ መብረ
ብዘይ ንሕስያ።

እሞኸ... ደኣ!
ደጊምሲ.... 'ባ ስማዕ ደሃየይ
ሃበኒ ናይ ኢደይ።

***

ሜሪ ማና /ሕዳር 2015/

# መልሲ 'ንፋሉም'

## ሰዱኮ

| | | | | | | | | |
|---|---|---|---|---|---|---|---|---|
| 3 | 5 | 7 | 6 | 8 | 4 | 2 | 9 | 1 |
| 8 | 2 | 9 | 5 | 1 | 3 | 6 | 7 | 4 |
| 1 | 4 | 6 | 2 | 9 | 7 | 3 | 5 | 8 |
| 5 | 9 | 2 | 4 | 6 | 1 | 8 | 3 | 7 |
| 7 | 6 | 1 | 3 | 5 | 8 | 4 | 2 | 9 |
| 4 | 3 | 8 | 7 | 2 | 9 | 1 | 6 | 5 |
| 9 | 1 | 5 | 8 | 3 | 6 | 7 | 4 | 2 |
| 2 | 7 | 3 | 1 | 4 | 5 | 9 | 8 | 6 |
| 6 | 8 | 4 | 9 | 7 | 2 | 5 | 1 | 3 |

## ጂኦሜትሪ



## ጥቕሲታት ትብዓት

"ትብዓት፡ ካብ ጸቡቕ ናብራ ናብ ብሉጽ ናብራ ፍልልይ ዝፈጥር መልኣኽ እዩ።"

- Fairly Legal

"ብዘይ ትብዓት፡ ልቦና ፍረ የብላን።" - Baltasar Gracian

"ሃብትኻ ምጥፋእ ብዙሕ'ዩ ክሳራኡ፡ ዝያዳኡ ኸኣ ኣዕሩኽኻ ምጥፋእ። ትብዓትካ ምጥፋእ ግን ኩሉ ምጥፋእ እዩ።" - Miguel de Cervantes

## ዘልኩ ደኣ!

# ነታ ቃጭል መን ይእሰራ?

### ኣብ ሓቀኛ ታሪኽ ዝተመስረተ ድሙ ወለድ ዛንታ

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ ደማሙ ቀንዲ ተጻባኢቲ ናይ ኣናጹ እዮም። ኣናጹ ንዘመናት ዝኣክል ምስ ተሸገሩ ሓደ ለይቲ ብ1763 ሓምለ 1 ሓሙስ መዓልቲ ኣብ ሓደ ዓበዩ በዓቲ ዋዕላ ገበሩ። ኣብ'ዚ ታሪኻዊ ዋዕላ'ዚ ሰዓታት ዝወሰደ ርሱን ክትዕን ዘተን ተኻየደ። ኣቦመንበር ናይ'ቲ ዋዕላ ዝበኩሩ ብዕድመ ድፍእ ዝበሉ ኣንጭዋ እዮም። ስሞም በርምበራስ ሸማንጩት ግራጭማዢር እዮም ዝበሃሉ። ኣብ'ቲ ዋዕላ ን'ዚ ዝስዕብ እማመታት፡ ብንጹር ቋንቋ ኣናጹ (ኣንጭውኛ) ኑቲ ተጋባኣይ ኣንብቡሉ፥

1. ምስ ኣኽላባት ጥቡቕ ዝምድና ብምግባር ብኣኽላባት ጌርካ ንደማሙ ምጥቃዖም።

2. ብዙሓት መንእሰያት ኣናጹ ብጉጅለታት ክተቐወም። እዘን ጉጅለታት እዚኣን ውፉያት ናይ ኣጥፊእካ ጥፋእ ጉጅለታት ክኾና። ነፍሲወከፍ ውፉይ ብጥሕሒ ተላዕጢጡ ብመልክዕ ከፊና ዝተዓለወ ስሚ ኣንጭዋ ይዓጥቕ። እቶም ውፉያት ኑቲ ስሚ ውሕጥ ኣቢሎም ኣብ ማእከል እቶም ደማሙ ይኣትዉ። ደማሙ፡ ኣናጹ ረኺብና ኢሎም ክበልዕዎም እዮም። እቲ ስሚ ኑቲ ድሙ'ውን ይሰርሓሉ እሞ ይቐትሎ ድማ።

3. ምስ ደቂሰብ ጥቡቕ ዝምድና ጌርና ብዝተፈላለየ መገድን ረቂቕ ሜላታትን ተጠቒምና ማሕበረደማሙ ኩላ ኣብ ክሳዳ ቃጭል ክም ዝእሰራ ክግበር

4. ኣርባዕተ ሓሙሽተ መንእሰያት ኣናጹ ብስኮላርሺፕ ወጻኢ ከይዶም ተማሂሮም ክመጹ እሞ ንደማሙ እነጥፍኣሉን እንምክተሉን ጥበባትን ብልሓትን ተማሂሮም ክመጹ

በርምበራስ ሹመንጩት መደረኦም ምስ ወድኡ እቲ ዋዕላ ዝካየደሉ ዝነበረ በዓቲ ብጣቕዒትን እልልታን ኣናጹ ተናወጸ። ብድሕርዚ ዋዕላ'ዚ እቲ ከም ኣማራጺታት ዝተሓሰበ ነጥብታት ቡቡሓደ ኩሉ ተፈቲኑ'ኳ እንተኾነ ኣይሰለጠን።

እተን ኣርባዕተ ነጥብታት ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተመሓላለፋ ድሕሪ 167 ዓመት እንደገና ተላዕላ። ኣርባዕተ መንእሰያት ኣናጹ እቶም ክልተ ፖለቲካል ሳይንስ ተማሂሮም። እቶም ክልተ ኸኣ ኢንፎርመሽን ተክኖሎጂ ተማሂሮም። ሓደ ካልእ ኣንጭዋ ድማ ቡቲ ግዜ'ቲ ብኮመድያዊ ደርፍታትን ብስታንድኣፕ ኮመዲን እናተፈልጠ መጺኡ ነበረ። ስሙ ኣዳንጉራ እዩ ዝበሃል። ዝበዝሐ ሰብ ግን ብወዲ ብላታ እዩ ዝፈልጦ።

ወዲ ብላታ ኣብ ማሕበረኣንጭዋ ጥራይ ዘይኮነ ኣብ ገለ ደቂሰብ ከይተረፈ ተፈታዊ ፍጥረት እዩ ነይሩ። ሳዕስዒቱን መስሓቕ ዕላላቱን ኣይምኖን እዩ። ደቂሰብ ይዕድምዎ እሞ ክየርፈሎምን ከስሕቖምን ይሓድር። ገለ ካብ ናይ ፍቕሪ ደርፍታት ወዲ ብላታ ከምዚ ዝስዕብ ግጥሚ ነበሮ፥

ፍቕሪ ድሙ'ን ኣንጭዋን
ንግሆ'የ ርእየያ ኣብ'ቲ ጸሓይ ብራቕ
ገጻ 'ናወልወለት ብጥፍጣፍ ብምራቕ
ሻሹ ማለት ሻሹ ኣየ'ባ ጽርየታ
ካብኣ ተመሃራ ዎ በዓል ኣንጪታ
ማይ ከይጠዓመ ገጽክን
ኣሪግክን ትሞታ . . . (ኣቲ ሓመድ ብልዓ!)
እቲ ብሩር ዓይና ሽንቅጥ መሸከላ
እንታይ እሞ ክጎድላ ሻኪራ ኣብኣ 'ንከላ
ድቃስ ከሊኡኒ 'ቲ ፍቕራን ሕማሙ'ን



መስደምም እኮ'ዩ፡ ፍቕሪ ኣንጭዋን ድሙ'ን
ክቕበሎ'የ 'ቲ ፍቕራን ጸገሙ'ን
ዋላ ትብልዓኒ ድሕሪ ሓደ ሰሙ'ን
ክኾን ደስ ይብለኒ ስዉእ ናይ ሃኒሙ'ን።

እዚ ኮመድያን ኣንጭዋ ብደቂሰብ ኣዝዩ ፍቱውን ፍሉጥን ምኳኑ ስለዝፈልጡ፥ እቶም ክልተ ፖለቲካል ሳይንስ ዝተማህሩ ኣናጹ ኑቲ ኮመድያን ኣዘራረቦሞ፡ ሓሳቦም ኣካፈልሞ። ቡቶም ንዕኡ ዝፈልጡ ደቂሰብ ኣቢሎም ምስ ማሕበረ-ድሙ ክራኸቡን ክላዘቡን ከም ዝደልዩ ነገረሞም። ብኸመይ ከም ዝራኸቡ ድማ እቲ ሜላን ጥበበን ተማኺሮምሉ። እዚ እናኾነ እንከሎ፡ እቶም ክልተ ናይ ኢንፎርመሽን ተክኖሎጂ ኢንጂነራት ኣናጹ ዓበዩ ምርኽ ሾፕ ከፊቶም ኣብ ዕረፍቲ ዘይህብ ምርምርን ፈተነን ተጸሚዶም ነበሩ።

ኮመድያን ወዲ ብላታ ብዙሕ ዝፈትዎን ዝኣምኖን ሓደ በዓል ድኳን ዓርኩ ነበረ። ኣቶ ገርከኤል ኢማኖቱላህ ይበሃል። ኑቲ በዓል ድኳን ዓርኩ ምስ ደማሙ ከራኽቦ ዝከኣል እንተኾይኑ ኣብ ገዛ እንዳ'ቲ በዓል ድኳን ምርኢት ክገብረሎም ሓተቶ። በዓል ድኳን ደስ እናበለኒ ኢሉ ንፍቕርን ሰላምን ናይ ክልቲኦም ክጽዕር ምኳኑ ነገሮ።

እቶም ደማሙ ብዛዕባ ዝና ናይ ወዲ ብላታ ይሰምዑ ስለዝነበሩ፥ ኑቲ ምርኢት ክርእይዎ በዐቢ ሃንቀውታ ፍቓደኛታት ኮኑ። ሓንቲ ምሸት ገለ 20 ዝኾኑ ኣውፈርቲ፥ ፖለቲከኛታትን ስነጥበበኛታትን ደማሙ ኣብ እንዳ ኣቶ ገርከኤል ኢማኖቱላህ ተረኺቦም። ሸውዓተ ጸቡቓት ደማሙ ድማ ምስኦም መጺኦን ነበራ።

ወዲ ብላታ ኣብ መድረኽ ወጺኡ መጀመርታ ውዕይቲ ዜማ ደረፈሎም። ደማሙ ስምዒታቶም ክቆጻጸሩ ኣይከኣሉን። ብወዲ ምስ'ተን ደቀንስትዮ ደማሙ "ትዊስት ኤገይን" እናበሉ ተቖጻጸዩን ሳዕስዑን። ንወዲ ብላታ ፈትኖሞ። መግለጺ ፍቕሮም ብዙሕ ዶላራት ጠቕዕሉን ሸለምዎን። ክልተ ደቀንስትዮ ደማሙ ኾእ ኣረርባዕተ ልምሉማት ስዕማ (ከስ) ሂቦናኦ። እዘን ደማሙስ ከንፈርን ክዘሕል በለን ብልቡ። ብድሕሪኡ ወዲ ብላታ ሓንቲ ደርፊ ደገመ። ደማሙ ንዕኣ'ውን ኣይጸልእዋን።

ተቼነኒ ዶ ኣይበልኩኽን'የ ኣብ ሰሙን
ኣብ ሰሙን'የ
ተቐምቀምዶ ኣይበልኩኻን'የ ኣብ ሰሙን
ኣብ ሰሙን'የ
ኣቲ ዓይና ብሩር ድሙ ሓፍተይ ብሪ'የ
ኣይትረኽብንን ኢኺ ተሰቒለ ኣብ ደብሪ'የ
ባዕለይ ክወርድ'የ ባዕለይ ክወርድ'የ
ሕሱም እዩ ፍቕሪ'የ

እናበለ ሰቓጥቀጥ በለሎም።

ድሕር'ታ ደርፊ ወዲ ብላታ ናይ ደቂ ሱቡ ናይ ደቂ ኣንጭዋ ማስሓቕ ዕላላት ኣዕለሎም፥

## ናይ ደቂ ሱቡ

ሱብን ኮሚደረን ሓደ'የም። መጀመርታ ክልቲኦም ብሱላት ኣይኮኑን። (ጉዕ እዩም ዝፍጠሩ) ኮሚደረ ብዕዜ እናበሰለ እናበሰለ ይኸይድ። ጎኑብ ምስ ኮነ ኾእ ይቕንጡብ። ዝቕንጥቦ እንተዘይረኸቡ ግና እቲ መንጠልጠሊኡ ስለዘይጸሮ ባዕሉ ይወድቕ ወይ ይመጡግ። ሱብ ከኣ ብዕድመ እናደፍአ ክኸይድ እንከሎ እናበሰለ ይኸይድ። እንታይ እሞ ክኸውን ኣብ'ታ ንዓለም ዝፈለጦላ ሰዓት፡ ኣብታ ዝበሰለላ ሰዓት እዝዋዜር ይቕንጥቦ። ናይ ዕድል ነገር ብንእሽቶኻ እንተተቐንጢብካ ግን ጉዕ ከለኻ ተቐንጢብካ ማለት እዩ።

ወዲ ሱብ ሞት ይፈርህ እዩ። ሓደ በዓል ፅንጨይቲ ካብ በረኻ ዝኣረዮ ፈልጆታት ተሰኪሙ ኣብ መገዲ እናኸደ እቲ ሸክም ስለዝኸበዶ ክዕርፍ ደልዩ። ነቲ ሸኸሙ ኣብ መሬት ኣውሪዱ፡ ኮፍ በለ'ሞ፡ ድኻሙን ሂወቱን መሪርዎ፡ ሕርቕ ኢሉ ክምዚ ዝስዕብ በለ፥

ፈላጺይ፥ "ሞት፡ ሞት፡ ሞት ኣበይ ኣለኻ?!" በለ። ይገርመኩም ሞት ኣብ ጥቓኡ እዩ ጸኒሑ። ብኡ ንብኡ ካብ ዘየለ ኣብ ቅድሚኡ መጺኡ ደው በለ።

ሞት፥ "ኢሂ! መጺአ ኣለኹ፡ እንታይ ደሊኻኒ?" በሎ ግትር ኢሉ።

በዓል ፅንጨይቲ፥ "ዝደለኹኻዶ?" በለ። ሰንቢድ ኢሉ።

ሞት፥ "እወ" በሎ ትፅንን ኢሉ።

በዓል ፅንጨይቲ፥ "ኣነ ደኣ ነዘን ፅንጨይቲ እየ ከተሰክመኒ ደለየ" በሎ ብፍርሂ ራዕራዕ እናበለ። እቲ ሞት ብተግባር ናይ'ቲ በዓል ፅንጨይቲ ንኣሰታት ሰለስተ ቅነ ስሒቑ ይብሃል። ከር ከር ከር . . .

## ናይ ደቂ ድሙ

እዝዋዜር ነቲ ዝተፈጥረ ድሙ ካብ መሰንገሊኡ ኣንስተይቲ ድሙ ምስ ሰርሓሉ፡ ቅንይ ኢሉ እቲ ተባዕታይ ድሙ ኣብ'ቲ በረኻ ጠፊኡ ቀንዩ። እታ ኣንስተይቲ ድሙ ደልያ ምስ ሰኣነቶ ንኣምላኽ ነገረ። ኣምላኽ ደልዩ ደልዩ ምስ ረኸቦ እቲ ድሙ ካብ ኑብሱ መሰንገለ ከውጽእ ሓኾት ኩቡል ጸኒሕዎ።

ሽዑ ኣምላኽ፥ "እንታይ ደኣ ትገብር ኣለኻ፧"

ድሙ፥ "ካብዚ ኣፍ ልበይ መሰንገለ ኣውጽእ ኣለኹ ጎይታና"

ኣምላኽ፥ "እንታይ ክኾነካ፧"

ድሙ፥ "ከምታ ንስኻ ዝሰራሕካለይ ኣንስተይቲ ክሰርሕ"

ኣምላኽ፥ "ምሽ ሰሪሐልካ። እንታይ ክትገብራ?"

ድሙ፥ "ኣነሲ ውሽማ ክሰርሕ ኢለ'የ ሓሰብ ነይረ"

ኣምላኽ፥ "እንታይ ውሽማ?"

ድሙ፥ "እዛ ዝሰራሕካለይ ክትገይሽ ከላሲ ካብ ዝበኩር፡ እስኳርታ ክትገብረኒ" (ውሽማ ብዋሪኽ ሰኳርታኪያድ እያ ትብሃል።)

በቲ ተግባር ናይ'ቲ ድሙ ኣምላኽ ብሱሓቕ ክርትም ኢሉ።

## ናይ ደቂ ኣንጭዋ

ሓደ ሳኽራም ኣንጭዋ ክሱቲ ኣምስዩ ከረው ኢሉ ሰኺረ። ንገዛኡ እናኸደ ማሰተ በርቲዕዎ ኣብ መገዲ ከዕርፍ ኮፍ ምስ በለ፡ ድቃስ ወሲዶ። ወጋሕታ ምስ ኮነ ሓደ ብሰሚን ሓደ ብደቡብ ዝመጹ ዘይፋለጡ ደማሙ፡ ነቲ ኣንጭዋ መጀመርታ፡ "ኣነ'የ ርእየዮ፡ ኣነ'የ ዝበልዮ፡ ኣነ'የ ዝበልዮ" ተበሃሂሎም ኣብ ብርቱዕ ደማዊ ባእሲ ኣተዉ። ደሞም ዛሕ ዛሕ እናበለ ኣሰታት ሰዓትን ፈረቓን ተባኢሶም። ኣብ መጠረሽታ ክልቲኦም በብወገኖም ወደቑ። ክትንስኡ ኣይከኣሉን። ክልቲኦም ብኡ ገይሮም ሞቱ። ሰዓርን ተሰዓርን ዘይብሉ ውግእ እዩ ነይሩ። እቲ ሳኽራም ኣንጭዋ ምስ ተበራበረ ክልተ ደማሙ ሞይቶም። ገሪምዎ።

ሽዑ፥ "ኣንታ በዓል ኣነ እንተጨሪምናስ እባ ኣይንከኣልን ኢና። ገና ገና ዋላ ሸውዓተ ደማሙ ክቐትል እየ" በለ ብኹርዓት።

እዚ ኹሉ ኣብ መድረኽ ክካየድ ከሎ፡ እቶም ክልተ ፖሊቲከኛታትን እቶም ናይ ተክኖሎጂ ሓበሬታ ኢንጂነራትን ኣብ ትሕቲ መድረኽ ዘሎ ጣውላ ኮይኖም ይከታተልዎ ነበሩ። እቶም ደማሙ ብዘይካ ወዲ ብላታ ካልኦት ኣናጹ ኣብኡ ከም ዘለዉ ኣይፈልጡን ነበሩ።

ወዲ ብላታ፡ ኣብ መድረኽ ኮይኑ፥ "ዝኸበርኩም ደመሚት ኣሕዋተይ፡ ንሕና እንስሳታት ኣሕዋት ኢና። ኣብ ሞንጎና ፍቕርን ሰላምን ክነግስ ድማ ትምኒተይ እዩ። እምበኣርከስ ነዚ መደብ'ዚ ኩዓሉ ዝተሓጋገዙኒ ኣሕዋተይ" ኢሉ . . . ቡብሓደ ሰማት ናይ'ቶም ኣናጹ ጸውዐ። ኣርባዕቲኦም እቶም ኣናጹ ኣብ'ቲ መድረኽ ደየቡ። ኣብ መድረኽ ደይቦም ናይ ሓጎስ ሰላምታ ድሕሪ ምግባር፡ ናብ'ቶም 20 ደማሙ ዘለውዎ መናብር ብምኻድ ቡብሓደ ሰላምታ ተለዋወጡ።

ብድሕሪኡ ድሕሪ ብዙሕ ዕላልን ጸወታን ሓደ ካብ'ቶም ፖለቲከኛታት ኣናጹ ተንሲኡ፥ "ክቡራት ኣሕዋት ንስለ እዛ ሎም መዓልቲ፡ ንስለ'ዛ መዓልቲ ሓጎስ ንዓኻትኩም ነሕዋትና ከም መዘከርታን ህያብን ኣብ ክሳድ ዝኣቱ ውቁብ ቁልፊ ኣምጺእና ኣለና። ክንህበኩም እሞ ፍቓድ ድዩ፧" በለ ብዓውታ።

እቶም ሓሓምሻይ ሸሻድሻይ ዓብል ዊስኪ በጺሖም ዝነበሩ ደማሙ፥ "ኣምጻእዮ ... ኣምጻእዮ ... የቐንየልና..." በሉ።

ሓደ ኣባል ሃገራዊ ድሕነት ነይሩ ጥሮታ ዝወጸ ድሙ ግን፥ "ጽናሕ ጽናሕ ቃጭል ኪይከውን፥ ቃጭል ኪይከውን" በለ ብዓውታ። እቶም ደማሙ ኩሎም ጸጥ በሉ፡፡ ንሓድሕዶም ድማ ተጠማመቱ። እቲ መጀመርታ ዝተዛረበ ፖሊቲከኛ ኣንጭዋ፥ "ኖ ኖ ቅሰን ቅሰን፡፡ እዚ መግለጺ ፍቕርን ሕውነት እዩ። ርኣይዎ፡ ፈትሽዎ። እንታይ ቃጭሉ ኣንታ?!" በሎም።

ኑቲ ብኢዱ ሒዝዎ ዝነበረ ኣብ ክሳድ ዝኣቱ ውቁብ ቁልፊ ኑቲ ኣባል ጸጥታ ሃብዎ፡፡ ዕትብ ኢሉ ፈተሾ፡፡ ቃጭል ዝበሃል ኣይነበሮን፡፡ ካብኡ ኣርባዕቲኦም እቶም ኣናጹ፥ ካብ ጥቦታት እናውጽኡ ንኹሎም ነዚ ብልጭልጭ ዝብል ቁልፊ ናይ ክሳድ ዓደልዎም፡፡ ብድሕሪኡ ብላዕ ወስተ ቀጺሉ። ካብቶን ደማሙ እታ መንክሮውሮ ዝሰማ ምስቲ ራሲሉስ ዝበሃል ፖሊቲከኛ ኣንጭዋ ዳርጋ ፍቕሪ ሒዝዋ ነበረ፡፡ ንሱ'ውን ተበሪሃቶ ነበረት፡፡ ንኻልእ ግዜ ምእንቲ ብቑጽራ ክራኸቡ ንሳ ካብ ጸጉራ ነጺያ ሕብኣ ኣቢላ ሂባቶ፡፡ ንሱ'ውን ካብ ጸጉሩ ነጺዩ ሂብዋ፡፡ በዚ ናይ ሎሚ ክንሓስቦ እንክለና፡ ቁጽሪ ተሌፎን ተለዋዊጦም ማለት እዩ። ንሱ ሽታ ናታ ወሲዱ፥ ንሳ ኸኣ ሽታ ናቱ ወሲዳ። ወጋሕታ ምስ ኮነ ኩሉ ነናብ ዓዱ ከደ፡፡

እቲ ኣብ ክሳድ ዝእሰር ቁልፊ፥ "ኮምፒተራይዝድ ቺፕ" ነይርዎ፡፡ ብዘይካ ኑቶም ደማሙ ዝሃብዎም ቁልፊ፥ እቶም ኢንጂነራት ንኹሉ ማሕበረ-ኣንጭዋ እውን ኣብ ክሳዱ ቁልፊ ገበርሉ፡፡ እዚ ኣብ'ቶም ኣናጹ ዝእሰር ቁልፊ፥ ብሳተላይት ምስ'ቲ ናይ'ቶም ደማሙ ቁልፊ ምትእስሳር ነበሮ፡፡ ዝኾነ ኣንጭዋ መግቢ እናማእረረ እንከሎ፡ ድሙ ኣብ ከባቢኡ እንተመጺኡ እቲ ኣብ ክሳዱ ዘሎ ቁልፊ ናይ ሓደጋ ድምጺ ይገብር፡፡

እቲ ኣብ ክሳድ ዝእሰር ቁልፊ ኣብ ማሕበረ-ድሙ ከም ፋሽንን መመላኽዕን ስለእተወሰደ፥ ብመገዲ እቲ በዓል ድኳን ደማሙ ቁልፊ ካብ ኣናጹ እናገዝኡ ኣብ ክሳውዶም ገበርዎ፡፡ እቶም ኑቲ ቁልፊ ዝሰርሑ ኢንጂነራት ድማ፥ ሃብትን ወርቅን ጩርቅን ኮይኖም ክሳብ ሸሸውዓተ ግዜ ምምርዓው በጽሑ፡፡ እቶም ክልተ ፖሊቲከኛታት እውን በቲ እቶም ኢንጂነራት ዝመቐልዎም ገንዘብ ሃብቲሞም፡፡ ሳይዝ ዓሌት ናይ ኣንጭዋ ክመሓየሽ ምእንቲ ኢሎም ካብ ካልእ ቦታ ከክንዲ ጊሐ ዝኾና 14 ኣናጹ ኣምጺኦም ሸሸውዓቲኦም ተመርዕዮም ሓዳር ገበሩ፡፡ ነፍሲወከፎም ድማ ድሮ መሚእትን ሸውዓተን ኣናጹ ወሊዶም ነበሩ፡፡

ደማሙ እቲ ኣብ ክሳድ ዝእሰር ቁልፊ ምስ



ገበርዎ፡ ኣብ ሸውዓተ ወርሕን ሸውዓተ ሰሙንን ሸውዓተ መዓልትን ምድረ ደማሙ ምሉእ ብምሉእ ባደሙ፡፡ ደማሙ እንታይ ይኾኑ ከም ዘለዉ ኪይፈለጡ ብጥሜት ጸኑቱ።

ኣብ ምድረ ኣናጹ ሰላምን ርግኣትን ሰፈነ፡፡ ሞትን ስግኣትን ጽውጽዋይ ኮነ፡፡ ዝኾነ ኣንጭዋ ኣሪጉ ክሳብ ዝመውት ይጸንሕ ነበረ፡፡ ዝተወልደ ኣንጭዋ ድማ ብምሉኡ ይዓብን ይፋረን ነበረ፡፡ ማሕበረ ኣናጹ ኣብ ሒደት ዓመት ቁጽሮም እናወሰኸ እናወሰኸ ከደ፥ እቲ ከባቢ ብጠዘሒ ኣናጹ ተጎብአ፡፡ ማዕረ'ቲ ብዝሒ ዝኸውን መግቢ ድማ እናተሳእነ መጸ፡፡

ከምዚ እንተቐጺሉ ማሕበረ ኣንጭዋ ብጥሜት ክጸንት ከም ዝኽእል ዘስተውዓሉ ዓበይትን ሽማግለታትን ኣኼባ ጸውዑ፡፡ ኣብ'ታ በዓቲ ዋዕላ ተገይሩ ኣርባዕተ ነጥብታት ምስ ጸደቐ፡ ድሕሪ ክልተ ሚእቲ ዓመት ካልኣይ ዋዕላ ገበሩ (መበል ኣርብዓን ሸዱሽተን ወለዶ ምኳኑ'ዩ) ሓደ ካብ ዓሌት በረምበራስ ሽማንጭት ግርጭግዜር ነዚ ዘስዕብ ሓሳብ ኣቕረበ፥

"ዓሌት ድሙ ምጥፋእና ሰላም ዝሃበና፡ መግቢ ዝረኸብና፡ ቅሳነት ዝረኸብና መሲሉና ነይሩ፡፡ ግና ዓሌት ድሙ መፋጥርትና እዩ፡፡ ድሙ ስለዘየለ እነሆ ሸውዓተ ሽሕ በጺሕና፡፡ በዚ ብዝሕና እዚ ኸኣ እነሆ ዝሉሓስ ሓመድ'ውን ተሳኢኑ፡፡ ንሕና ክንነብር ድሙ ኣድላዪ እዩ፡፡ ተፈጥሮ ኑብሳ እተመዓራርየሉ ጥበብ ኣለዋ፡፡ ኣብ ጥበብ ተፈጥሮ ኢና ኢድና ኣእቲና ጸኒሕና፡፡ ስለ'ዚ ዝገበርና ጌርና ኣብቲ ዓዲ ደማሙ ዝነበረ ቦታ ዝኑብሩ ካብ ወጻኢ ማሕበረ-ድሙ ክነምጽእ ኣለና" ምስ በሉ ተጋባኢቲ ብምሉእ ድምጺ ደገፉ፡፡

ብኡ ንቡኡ በቲ በዓል ድኳን ኣቢሎም ሱሳን ሽሞንተን ሰድራቤታት ደማሙ ኣምጺኦም፡ ኣብ'ቲ ናይ ቀደም ዓዲ ደማሙ ኣስፈርዎም፡፡ ብዘይካ'ዚ ክልተ ኣናጹ ዶክተራት ኑቲ ብዝሒ ኣናጹ ንምቁጽጻር፡ ብምስጢር ብዮጉብረስጋ ዝመሓላለፍ ሕማም ምሂዞም፡፡ እቲ ሕማም ኣብ ሓጺር ግዜ ንማሕበረ-ኣንጭዋ ልብድ ኣበሎ፡፡

እቶም ክልተ ዶክተራት ኂ ኂ እቲ ሕማም ዝኸይድ ሓደ ፋብሪካ ኣዳልዮም ነበሩ፡፡ ኑቲ ብዮጉብረ ስጋ ዝመሓላለፍ ሕማም መከላኸሊ ዝኸውን ጨንዶም ዝበሃል ላስቲክ ኣፍርዮም ክሸጡ ጀመሩ፡፡ ማሕበረ-ኣናጹ ኑቲ ላስቲክ ጣፆጣፆ በሉ፡፡ እቲ ጨንዶም ክልተ ዓይነት እዩ ነይሩ፡፡ እቲ ሓደ ርቐቕ ዝበለ ኾይኑ ስሙ ድማ ጠሰስ ይበሃል ነበረ፡፡ እቲ ኻል ኣይ ከኣ ጠመስ ዝብል ስም ነበሮ፡፡ እቲ ላስቲክ ብዘይካ ኑቲ ሕማም ምክልኻሉ ጥንሲ'ውን ስለዝከላኸል ኣብ ምቁጽጻር ብዝሒ ማሕበረ ኣናጹ ኣገዳሲ ነበረ፡፡ ኑቲ ላስቲክ ዋላ ደቀንስትዮ ኣናጹ ክሕዝኦ ዘሕንኽ ኣይነበረን፡፡ እኳ ደኣ ጠሰስ እንተዘይጠኒሰስ እናበላ ይዋዘያሉን ይጭርሓሉን ነበራ፡፡ እቶም ተባዕትዮ ድማ ጠመስ እንተዘይሓሚመስ (ግርም! ላስቲክ ሓዝ ክትክርም) ብምባል ኑቲ ሃልኪ ናይ ጠሰስን ጠመስን ሰማይ ኣዕረግዎ፡፡ እቶም ሓካይም ሃብትን ወርቅን ኮኑ፡፡ ብጠቕላላ ኣብ ጉዳይ እታ ቁልፊ መን ይእሰራ ክልተ ፖሊቲከኛታት፡ ክልተ ኢንጂነራት፡ ክልተ ዶክትር ጽቡቕ በሊዖምሉ፡፡ ወዲ ብላታ እቲ ኮመድያን ፈታው ኣንስቲ ስለዝኾነ፡ ኑቲ ላስቲክ ኣብ ከረጺት መሊኡ ሒዝዎ ይዛወር ነበረ፡፡ ጸኒሑ ግን ዓሌት ኣንጭዋ ዘይኮነት ሓንቲ ምጽጹላይ ተመርዕዩ ንህዝበ ኣንጭዋ ጠሪሱ ገደፎ፡፡ እቶም ሓደስቲ ተጣየስቲ ደማሙ፥ በቲ ዘጋጠሞም ሸሻይ ኣናጹ እናተደሰቱ ህይወቶም ቀጸሉ፡፡ እቲ ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተመሓላለፈ ዝመጸ ጉዳይ "መን ይእሰራ?" እታ ቓጭል ዘይተርብሕ ክንሳ እተርብሖ ዝመስሎ ካልእ ወለዶ ብኻልእ መገዲ ክሳብ ዘልዕሎ ንግዚኡ ዝተረስዐ መሰለ፡፡

ካብ ግርማይ ከበቢ ማሕበረ-ኣናጹ